NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS



# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ





ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሚያዝያ 2022 ቑ.71

ዋጋ ኣብ ኤርትራ 10 ናቕፋ



ዋና ኣሰናዳኢ
**መስፍን ገብረሂወት**

ዲዛይንን ሕብራዊ ገበር
**ከማል ዲኖ**

ስእሊ
**ኣርካይቭ ሃማመተኤ**

ናብ መጽሔት መንእሰይ ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ሓበሬታ፡ ኣበርክቶ፡ መአረምታ፡ ነቐፌታ ወዘተ. በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ ፧

መጽሔት “መንእሰይ”
ቁ.ሳ.ፖ 1042
ቁ.ስልኪ 291-1-202592
ፋክስ 291-1-125981

መርበብ ሓበሬታ ማሕበር
www.eriyouth.org

ዞርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 200454

መጽሔት መንእሰይ ብዘውትር ኣብ
www.shabait.com (menesey magazine)
ክትረኽብዎ ትኽእሉ።

# ትሕዝቶ

# ቃል ኣሰናዳኢ

ኤርትራውያን፡ ኣብ ቅድሚ ግሁድን ዘይግሁድን ዞባዊን ዓለማዊን ተጻብኦ ጸኒዕና ደው ክንብል ዘኽኣለና ረቛሒ፡ እቲ ብሓያል ሃገራዊ ሓድነትን ልዑል ሃገራዊ ፍቕርን ዝልለ ፖለቲካዊ ባህልናን ብቕዓትናን እዩ። ብሕጂ ዝጽበዩና ብድሆታት ሰጊርና ኣብ ቀረባ መጻኢ እቲ እንደልዮ ዕላማ ንምውቃዕ ከኣ፡ እዚ ቀንዲ ምስጢር ዓወትና ዝኾነ ውሽጣዊ ፖለቲካዊ ሓይሊ ክዕቀብ ጥራይ ዘይኮነ ዝያዳ እናሰሰነ ክኸይድ ዘለዎ እዩ።

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ ፖለቲካዊ ንቕሓትን ተሳታፍነትን ናይ ዞም ዋሕስ ድሕነትን ምዕባለን ዝኾኑ መንእሰያት ዘዕብዩ መደባት ፍሉይ ኣተኩሮ ብምሃብ ይሰርሓሉ። ብደረጃታት ማእከላይ ቤት ጽሕፈት፡ ዞባታትን ንኡሳን ዞባታትን ዝካየዱ መደባት ሓባራዊ ዘተ፡ ሰሚናር፡ ኣስተምህሮ፡ ስልጠና ካድር፡ ምንባብ መንሳንሲ ጽሑፋት፡ ምልውዋጥ ተመኩሮ፡ ዑደት ናብ ታሪኻዊ ቦታታት፡ ውድድራት ታሪኻዊ ፍልጠት፡ ዜናውን ባህላውን ስርሓትን ካልእን ነዚ ዕላማ'ዚ ንምጭባጥ ብዕቱብ ዝሰርሓሎም ጥፈታት ማሕበር እዮም።

ኣብ ናይ ሎሚ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ካብ'ቲ ብማሕበር እናተወደበ፡ ሞያውያን ዝምልከቶም ሓለፍቲን ብምዕዳም ወትሩ ሓሙስ ምሸት ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ (ጅንየር ክለብ) ክቐርብ ዝጸንሐ መደብ ሓባራዊ ዘተን ሰሚናርን፡ ናይ ሓሙሽተ ዛዕባታት ጽማቝ ትሕዝቶ ቀሪባትልኩም ኣላ። ንህሉው ዞባዊን ዓለማዊን ኩነታት ብልክዕ እናንበብና፡ ፖለቲካዊ ንቕሓትናን ትኩርነትናን ከነበርኽ ዝሕግዙ ኣማእዘንቲ ዛዕባታት ዝሓዙ ዓናቅጽ'ውን ንንባብ ኣእንጊዳቶም ኣላ።

በዚ ኣጋጣሚ መጽሔት መንእሰይ፡ ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻእን እንርከብ ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ብዅሉ ውዳበታትና ኣበርክቶናን ተሳታፍነትናን ክነዕቢ፡ ኣብ ኩነታት ከባቢናን ቅልጡፍ ምዕባለታቱን ብደቂቕ ክንከታተል፡ ንዅሉ እንተታት ኣብ ግምት ብዘእተወ መገዲ ሃገራዊ ድሕነትና ዘውሕስ ዓቕሚ ክንድልብ፡ ቀዳምነት ኣብ ዝወሃቦም መደባት ልምዓት ብኣድማዕነት ክነሰላስል፡ ኣመሪካን መሻርኽታን ኣብ ልዕሌና ጽዒነናኦ ዘለዋ እገዳ ብትሪ ክንምክት፡ ምስ ኣዕሩኽ ሃገራትን ሓይልታትን ምሕዝነትን ሽርክነትን ክነዕቢ እቶም ቀንዲ መድረኽ ዝጠልቦም ዕማማትና ስለዝኾኑ፡ ናይ ትግባረ ትልሚታት ኣውጺእና፡ ብፍሉይ ትኩርነትን ንቕሓትን ክንሰርሓሎም ከም ዝግባእ ተዘኻኽር።

ኤርትራ ካብ ባህላዊ ውርሻታታን ኣህጉራዊ ባህሊን በብሉጹ እናሓረየት፣ መሰረት ስልጡን ሕብረተሰብ እተንጽፍ ዘላ ሃገር እያ። ስፖርት ድማ ሓደ ኣካል ምዕንባብ ስልጡን ሃገራዊ ባህሊ እዩ። መንግስቲ ነዚ ሓቂ'ዚ ብምግንዛብ፡ ምስ ዘለዎ ብዙሕ ሃገራዊ ቀዳምነታት፡ ንስፖርት እውን ከም ኣካል ህንጸት ሃገራዊ ባህሊ ጠሚቱ፡ ድልዱል መሰረት ሒዙ ንኽምዕብል ብዓቕሙ ካብ ምትብባዕ ኣይተቘጠበን። እቲ ንሓፈሻዊ ቁጠባዊ ዕብየት ተባሂሉ ኣብ ህንጸት ትሕተ ቅርጽታት ተሳሊጡ ዘሎ ዕዮታት ከኣ ስፖርታዊ ንጥፈት ንምምዕባል ዝሕዝግ ባይታ እዩ። ምስ'ቲ ኣብ ልምዓታዊ መዳይ እነመዝግቦ ዘለና ዕብየትን ደረት ትርኢቱ ዝቐረበ ብሩህ መጻኢን ተኣሳሲሩ ድማ፡ ኣብ ስፖርት ዝግበር ወፍሪ እውን ምስ ግዜ እናተዓጻጸፈ ክኸይድ ምዃኑ ርዱእ እዩ። መንእሰያት ስፖርተኛታትና ብደረጃ ኣህጉርን ዓለምን ዘመዝግብዎ ዘለዉ ዓወታት ድማ ውጽኢት ናቱ'ዩ። መጽሔት መንእሰይ ናይ ሎሚ ናይ ስፖርት ዓምዳ ኣብ ፋልማይ ሰሙን ናይ'ዚ ወርሒ ንዝተመዝገበ ዓወታት ዝድህስስ ትሕዝቶ ኣቕሪባ ኣላ።

መጽሔት መንእሰይ ከም ወትሩ ኣብ'ቶም ዝተረፉ ዓምድታታ'ውን ኣማእዛንን ኣዘናጋዕን ትሕዝቶ ኣእንጊዳ ኣላ። ኣብ ምስዋዳን ምሕያላን ኣበርክቶን ተሳታፍነትን ኣንበብታ ከዛርያ ናይ ወትሩ ምሕጽንታኣ እዩ።

# ወርቃዊ ቃላት



## ሓርበኛ ሮሞዳን መሓመድኑር

“ፖለቲካዊ ንቕሓተይ ምስ ኩሉ´ቲ ካብ 1954 ኣትሒዙ ንናይ ኢትዮጵያ ጎበጣ ዝነጽግ ዝነበረ ኤርትራዊ ተቓውሞታት ክምዕብል ጀሚሩ። ኣብቲ እዋን´ቲ ኣነ ተመሃራይ ስለዝነበርኩ፡ ምስ´ቶም ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ ብቛንቋ ኣምሓርኛ ኣይንምሃርን፡ ፖሊሲ ትምህርቲ ኣምሓራ ኣይንቕበልን፡ ባንዴራ ኢትዮጵያ ኣይንሰቅልን እናበሉ ተቓውሞኦም ዝገልጹ ዝነበሩ እየ ነይረ።

“ንፖለቲካ ኢትዮጵያ ክንምክቶ ኣሎና ዝብል ኒሕን ሓቦን ስለዘጥረና፡ ኣብ 1957 ትምህርቲ ንምቕሳም ናብ ግብጺ ብጉጅለታት ኬድና። ገስጋስ መንኰርኰር ሃገራዊ ምንቅስቓስ ናብ ቅድሚት ኣብ ምድፋእ እጃመይ ንምርካት ድማ ናብ መሬት ሃገረይ ተመሊሰ።

“ኣነ ምስ´ቶም ነቲ ኣብ ውሽጢ ሰውራ ዝነበረ ፍልልያት ዝገጥሙ ዝነበሩ እየ ነይረ። ነቲ ፍልልያት ኣብ ምፍታሕ ከኣ ዓቕመይ ዝፍቕዶ ኣበርክቶ ገይረ።

“ካብ ኲናት ሓድሕድ ብዙሕ ከሲርና፡ ብዙሕ ከኣ ተማሂርና። እቲ ጽንኩርን መሪርን ኩነታት እንተ ዘይነብር ነይሩ፡ ህ.ግ.ሓ.ኤ. ኣብ ቅድሚ ዝኾነ ይኹን ተሪር ብድሆ ዘይክማህን ዓሚቝ እምነት ዘለዎን ኮይኑ፡ ናብ ሓደ ሓይልን ዓርሞሽሽን ውድብ ክበጽሕ ኣይምኸኣለን ነይሩ።

“ናጽነት ኣብ ምምጻእ ኣብ ዝተኻየደ ቃልሲ፡ እቲ ምንዋሕን ምሕጻርን ግዜ ዓቕሚ ጸላኢኻ እዩ ዝውስኖ። ሰውራ ኤርትራ እንተ ርኢናዮ እውን ካብ ፈለማኡ ብዙሕ ሕልኽላኻት ነይርዎ እዩ። ገለ ሽግር ይመጽእ ይፈትሖ፡ ካልእ ካብኡ ዝገደደ ሽግር ይመጽእ፡ ንዕኡ´ውን ብተመሳሳሊ። ኩሉ`ቲ ፍልልያት ኣሊኻ ናብ ሓደ ጥርኑፍ ደረጃ ምዕባለ ክብጻሕ፡ ግዜ ክበልዕ ግድን ነይሩ።

“ውሽጣዊ ኩነታትካ፡ ውሽጣዊ ሓድነትካ ምስ ኣሐየልካ ኢኻ ንጸላኢ ክትስዕር እትኽእል። ኣብ መወዳእታኡ እቲ ዓወት ዘይተርፍ ምኻኑ ኸኣ ይረኣየና ነይሩ።

“እዞም ሕጂ ዘይሓሰብናዮ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ኲናት ዝወልዑ (ወያኔ) ናይ ህዝቢ ኤርትራ ናይ ምብዳህ ዓቕሚ ስለዝተገንዘቡ እዮም ዝተናውሐ ኲናት (protracted war) ኣዊጆምልና። ክንድዚ ሚልዮናት ህዝቢ ሒዝካዶ ደኣ ክሳዕ መወዳእታ ክንዋጋእ ኢና ኢልካ ንኹናት ትነቅል ኢኻ፧ ብኸመይ ከም ዝተመከቱ ኸኣ ርኢናዮ ኢና።

“ኣብ እዋን ህግሓኤ ዝነበረ ኩነታት ፡ካብዚ ናይ ሕጂ ኣዝዩ ይፍለ እዩ። ኣብ እዋን ህግሓኤ ኩሉ ሕቶ ምስ ናጽነት ምምጻእ ዝተኣሳሰር ጥራሕ እዩ ነይሩ። ሕጂ ግና ፖለቲካዊ ሕቶ ኣሎ፡ ቁጠባዊ ሕቶ ኣሎ፡ ማሕበራዊ ሕቶ ኣሎ፡ ምምካት ወራርን ተጻብኦታትን ከኣ ኣሎ ብዓቢኡ። ህግደፍ ኣብዚ እዋን`ዚ ብዙሕ ሰሪሑ´ዩ። ብዙሕ ዝሰርሖ ኸኣ፡ ብኡ መጠን እወንታውን ኣሉታውን ጎድንታት ክህልዎ ምኻኑ ፍሉጥ´ዩ።

ምንጪ፥ ጋዜጣ ናጽነት (24 ግንቦት 2001)

# ወርቃዊ ቃላት



## ሓርበኛ ኣልኣሚን መሓመድሰዒድ

“ንዓይ ዝጸለወኒ፡ ዘተባብዓኒ፡ ንኽስለፍ’ውን ዝደፋፍኣኒ ኣቦይ’ዩ። ኣብቲ እዋን’ቲ ኣብ ስዑድያ ስራሕ ይኹን መንነት ብቐሊሉ ክትረክብ ትኽእለሉ፡ ኣብ ንግዲ ዓለም ተሳቲፍካ ክትዕወት ምቹእ ኩነታት ዝነበረሉ እዩ ነይሩ። ኣነ ግና እዚ ኹሉ ኣማራጺታት እናሃለወ፡ መንእሰይ ከኣ ስለዝነበርኩ፡ ናብ ጉዳይ ሃገር’የ ኣተኲረ።

“ሽዑ ንሕና ከም መንእሰያት መጠን ኵሉ ዝንባሌና ኵሉ ኣተኲሮና ተቓሊስና ከመይ ጌርና ሃገር ንምስርት፤ ሃገር ነምጽእ፤ ዝብል’ዩ ነይሩ።

“ብዙሓት ካብ’ቶም ናብ ሜዳ ዝመጻእና፡ ብሰንኪ ኣተሓሕዛ ተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ ተሰናቢዶም ተመሊሶም’ዮም። በብሓደ ከይዶም። ምምቕቓል ምስ በዝሐ፡ ነቲ ስራሕን ዘምጽኦም ዕላማን ኣይቀጸልዎን። እቲ ኣበጋግሳ ናይ ተጋድሎ ሓርነት ሕማቕ’ዩ ነይሩ።

“ስለዚ ህዝባዊ ግንባር ፍረ ናይ’ቲ ቃልሲ፡ ፍረ ናይ’ቲ ለውጢ’ዩ ኢልና ክንገልጾ ንኽእል።

“እቲ ዓቕሚ እናወደቕካ እናተንሳእካ’ዩ ተጠርዩ። ስቕ ኢሉ ብዘይ ጻዕሪ ዱብ ኢሉ ዝመጸ ኣይኮነን። እናተጋገናን እናተኣራረምናን ንሓድሕድና እናተሃናነጽናን ዘማዕበልናዮ’ዩ።

“እቲ ናይ ትማል መንእሰይ እቲ ቀንዲ ተልእኾኡ፡ ሃገራዊ ናጽነት ምምጻእ’ዩ ነይሩ። ናይ`ዚ ሕጂ ወለዶ መንእሰይ ድማ ነቲ ዝመጸ ናጽነት ምዕቃብ፡ ምድልዳልን ማሕበራዊ ፍትሒ ምንጋስን`ዩ።

“እቲ ቀንዲ ዝድለ፡ ምስ ሕቶ ሃገራዊ ድሕነት ከኣ ስለዝተሓሓዝ፡ ሕቶ ሃገራዊ ሓድነት እዩ፤ ሓድነትና ኸኣ ኣረጋጊጽና ኢና።

“መንእሰይ ርእይቶኡ ክስማዕ፡ ኣበርክቶኡ ክምስገን፡ ናቱ ሓይልን ድኻምን ክፍለጥ፡ ክነቕፍን ክንቀፍን፡ ክሓትትን ክሕተትን እንተደኣ ኾይኑ፡ ሰፊሕ ናይ ምምይያጥ ባይታ ክፍጠረሉ ክኽእል ኣለዎ።

“ከም’ቲ መንግስቲ ኤርትራ ናይ ህዝባዊ ግንባር መንግስቲ’ዩ እንብል፡ እቲ ማሕበር (ሃማመተኤ) ይኹን እቲ መንእሰይ እውን ናይ ህዝባዊ ግንባር’ዩ።”

*መጽሔት መንእሰይ*

# ደሃይኩም

## ርእይቶይ ኣብ ዓንጃ ተክኖሎጂ

መጽሔት መንእሰይ ሒዛቶ ትወጽእ ዘላ መልእኽትታት ዝነኣድ ስለዝኾነ፡ ቀጽልዎ፡ ኣብ ጎድንኹም ኣለና ክብል ኣፍቅዱለይ። ንሎሚ ብፍሉይ ክዛረበሉ ደልየ ዘለኹ፡ ብዛዕባ እዋናዊ ሓበሬታ ምዕባለታት ተክኖሎጂ ተቐርብዎ ዘለኹም እዩ። ኣብ'ዚ ዓምድ'ዚ ዝለዓል ኣርእስቲ ኣዝዩ እዋናውን መሃርን ኣብ ርእሲ ምዃኑ፡ ምስ ግዜ ክንምርሽ ዝድርኽ ምዃኑ'ውን ክገልጸልኩም እፈቱ። ንህዝብና ብፍላይ ከኣ ንኤርትራዊ መንእሰይ፡ እዋናዊ ኣድላይነት ተክኖሎጂ ኣብ ግምት ኣእትያ ተቐርብ ምህላዋ ሓያል ጻዕርኹም ከድንቐ እፈቱ።

ኣብ ርእስ'ቲ ዘለዋ ጽባቐ፡ ኣብ ኣገባብ ኣቀራርባ ነኣሽቱ ምምሕያሻት ክግበር ኣለዎ ዝብሎ ከካፍል፡-

ንተክኒካዊ ቃላት ብትግርኛ ተርጉምኩም ምቕራብኩም ንምዕባለ ቋንቋ ሃገርና ሓጋዚ እኳ እንተኾነ፡ ኣብ ገለ ግና ነዚ ሓደስቲ ቃላት ወይ ሓረጋት ክንፈልጦ ቅሩብ የጸግም እዩ። ትግርኛን እንግሊዝን ሓዋዊስኩም እንተተቐርቡልና ኣብ ካልእ መራኸቢታት ክንውከስ ድዩ ኣፍልጦና ከነዕቢ ሓጋዚ ተራ ምሃለዎ።

ብዝተረፈ እዛ ዓምዲ፡ ሓንቲ ካብ'ተን ብሃንቀውታ ንጽበያ ስለዝኾነት፡ ቀጻልነታ ኣብ ምውሓስ ዝከኣልኩም ክትሰርሑ ኣዘኻኽር።

*እ/ንጅ: ሄኖክ ወልዱ*

## ጽልዋ ክዓብን ክሰፍሕን

ብመጽሔት መንእሰይ ወትሩ ሕጉስ እየ። ኣብ ኣመሪካ ኣብ ዝነበርኩሉ ካብ ዌብሳይት ሻባይት እየ ዝከታተላ ነይረ። ናብ ሃገረይ ካብ ዝመጽእ ንነ̄ጀው ድማ ኣምሊጣትኒ ኣይትፈልጥን። ኣዝዩ ዝድነቕ ትሕዝቶ እዩ ዘለዋ። ማዕረ'ቲ ንኽትዓሎ ዝግበረላ ጻዕሪ ኣብ ዝርጋሐኣ ብሕልፊ ኣብ ቋንቋታት ግና ሕጽረታት ዘለዋ ኮይኑ ይስመዓኒ።

ብሕልፊ ነቶም ትግርኛ ዘይክእሉ ወይ ብትግርኛ ከንብቡ ዝጽገሙ ኣብ ደገ ዝቕመጡ ሰባት፡ ትሕዝቶኣ ይበጽሖም የለን። ስለዚ ብስሩዕ ናብ ቋንቋ እንግሊዝ ተተርጒማ ትዝርገሓሉ ኩነታት እንተ ዝፍጠር ጽቡቕ ነይሩ። በዚ ኣጋጣሚ ኣብ ምትርጓም እጃመይ ከበርክት ዘሎኒ ድሉውነት ድማ እገልጽ። ዝርጋሐኣ እንተላይ ናብ ጎረቤት ሃገር ኢትዮጵያ ከም ዝሰፍሕ ንምግባር ናብ ኣምሓርኛ ተተርጒማ ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢታት ድዩ ብመገዲ ኤምባሲ ተሓቲማ እንተ ትዝርጋሕ እውን ጽልዋኣ ምዓበየ ኮይኑ ይስመዓኒ።

ብወገነይ ንምዕባለኣ ዝከኣልኒ ክተሓጋገዝ ዘሎኒ ቅሩብነት እናገለጽኩ፡ ሰናይ እምነየላ። ዓወት ንሓፋሽ!

*ኤርሳናስ ዘወልደማርያም*

## መሳጢ ዕላል

እንታይ ምዃኑ ኣይፈልጥን ክትዋሳእ ክርእያ እንከለኹ፡ ክትብርሃኒ ምዓት'ያ። ክትስሕቕ ከላ፡ ክትተሪ ኸላ፡ ክትበኪ ኸላ፡ ክትጋናሕ ከላ፡ ከተዕልል ከላ፡ ክትምክርን ክትመክርን ከላ ኩሉ'ዩ ዘምሕረላ፡ ተዋሳኢት ንያት ኣፍወርቂ።

ኣብ ገበር መጽሔት መንእሰይ ምስ ረኣኽዋ፡ ሕጂዶ ክሕሱ ኾይነ፡ ገንጺለ ገንጺለ ናብ'ታ ንያት ዘላታ ገጽ ምስ በጻሕኩ'የ ምንባበይ ጀሚረ። መሳጢ ዕላል። የቐንየልና መጽሔት መንእሰይ።

*ሜሮን ምሉእብርሃን ካብ ኮሊጅ ማይነፍሒ*

## ኣዝየ ዝመሰጠትኒ ዓንጃ

እዛ ሃገር ብብዙሕ መስዋእትን ስንክልናን እያ መጺኣ። ካብ'ቶም እተሰዉኡላን ዝሰንከሉላን ድማ ኒሕን ሓቦን ወለዲ




ብሕልፊ ናይ ኣደ መግለጺ ኣይትረኽበሉን። ኣብ ዓምዲ ትውፊት "ኪዳን ኣደይ ለተኺዳን" ብዝብል ኣርእስቲ ብተስፋኣለም ጉብረስላሴ (ጫረ) ዝወጸ ትረኻ ጀሚረ ክሳብ ዝዛዘም ምስ ውነይ ኣይነበርኩን። ኣብ ኣዝዩ ከቢድ ትዝታ ኣትየ። ኣታ ነዛ ሃገር ዝተኸፍለ ዋጋ ከመይ ከመይ እዩ እናበልኩ፡ ነንዝነበብክዎ ዓንቀጽ ተመላሊሰ ኣንቢበ ክጸግቦ ኣይከኣልኩን።

መጽሔት መንእሰይ ከምዚ ዝመሰለ ትሕዝቶ ዘለዎ ጽሑፍ ከይሰልከየት ብቐጻሊ ከተኣንግድ፡ ብዕቱብ ክትሰርሓሉ ለበዋይ ኣመሓላልፍ።

*መሓመድ ዓብደራሕማን ካብ ኣስመራ*

## ብልጫታታ ዓቕብዎ

ናይ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔትኩም ካብ'ተን ቅድሚኣ ዝነበራ ዝያዳ ተነባቢት ዝገብራ ገለ ብልጫታት ተዓዚበላ። ዝበዝሐ ጽሑፋት ምጡን ንውሓት ዘለዎ ነይሩ። ጽሑፋት ሕጽር ኢሎን ብስእሊ ተሰንዩ እንተ ወጺኡን ኣንብበ ኣንብበ እዩ ዝመጽካ። ነዊሕን ስእሊ ዝወሓዶን ከኣ በንጻሩ። ስለዚ ኣብ ሓደ ዛዕባ ዝወጽእ ብዝሒ ገጻት ካብ ክልተ ሰለስተ እንተ ዘይበዝሐ ዝሓሸ እዩ።

ግዜ ሕትመት'ውን ወርሓዊ ክትኮነልና እናተጸበና፡ ከምቲ ሙብጻዓኣ ኣብ ከክልተ'ውን ወርሒ ትወጽእ የላን። መኣረምታኣ ወሲዳ ክትከውን እትስፎ።

*ዋሊታ ስምኦን ካብ ደቀምሓረ*

ደሃይ ማሕበር

# ማሕበር ሓድሽ ስትራተጅያዊ ውጥን ስራሕ ሓንጺጹ ንስራሕ ይብገስ

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ “መንእሰይ ይንቃሕ፡ ይወደብ፡ ይዕጠቕ!” ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ፡ ዝሓለፈ ወርሒ ጥሪ ኣብ ዝገበሮ ዓመታዊ ኣኼባ፡ ገምጋም ንጥፈታት 2021 ብምኽያድ ሓድሽ ስትራተጅያዊ ውጥን ሓንጺጹ ንስራሕ ተበጊሱ ኣሎ።

ኣብ'ቲ ኣኼባ፡ ጨናፍር ኣብያተ-ትምህርትን ኮለጃትን ብሰንኪ ኮሮና ተዓጽየን ኣብ ዝነበራሉ እዋን፡ ኣብ ውዳበ ምምሕዳር ከባቢታት ብኣተኩሮ ብምስራሕ እተኻየደ ጎስጓሳዊ መደባት፡ ኣስተምህሮታትን ስልጠናታትን ብእወንታ ተገምጊሙ።

ኣብ ንጥፈታት ጸቢብ ውዳበ፡ ኣብ ቀያሕቲ ዕምባባ፡ ፈተውራሪን ሕመረትን እተኻየዱ ብርክት ዝበሉ ኣድማዕቲ ስርሓት፡ ንተመሃሮ ኮለጃት ስልጠና ሲቪካዊ ትምህርቲ ንምሃብ ዝተወሰደ ፋልማይ ተበግሶ፡ ውዳበ ክለባት ንምሕያለንን ኣበርክቶኣን ንምዕባይን ዝተጣጥሐ መንጠሪ ባይታ፡ ኣፍልጦን ንቕሓትን መንእሰያት ኣብ ታሪኽ ንምዕባይ ዝተበገሰ መደብ “ውድድር ታሪኻዊ ፍልጠት ቡያ” ከምኡ'ውን ዓቕሚ ትካላት መንግስቲ ንምዕባይን መንእሰያት ሞያ ቀሲሞም ኑብሶም ዝኽእልሉ ባይታ ንምፍጣርን ንመንእሰያት ሰራሕተኛታትን ተመሃሮ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን እተዋህበ ሞያዊ ስልጠናታት ዘተባብዕ ምንባሩ ኣብ ዝቐረበ ገምጋም ስራሕ ተገሊጹ።

ተሳተፍቲ ድሕሪ ዝገበርዎ ደቂቕ ገምጋም፡ ኣብ'ዚ ኣቲናዮ ዘሎና ሓድሽ ዓመት፡ ኣብ ግብራዊ ተሞኩሮን ልምምድን ዘተኰረ ስልጠናታት መሪሕነትን ምሕደራን ብዝሓየለ ኣድማዕነት ክቕጽል፡ ኣብ ኩለን ዞባታት ኣብ መንእሰያትን ተመሃሮን ዝካየድ ስሩዕ መስርሕ ንቕሓትን ውዳበን ዓይነታዊን ጸላውን ንምግባሩ ብዕቱብ ክስራሕ፡ ኣብ ኣብያተ-ትምህርቲን ኮሌጃትን ዝውደብ መነቓቕሒ ኣስተምህሮታትን ጎስጓስን ክሕይል፡ መረዳእታን ተሳታፍነትን መንእሰያት ኣብ ትምህርቲ፡ ሃገራዊ ኣገልግሎትን ምህናጽ ሃገርን ዘዕብዩ ንጥፈታት ክስራዕ፡ ፖለቲካውን ንቕሓታዊን ንጥፈታት ውጽኢቱ ክገምገም ብዘኽእል ኣገባብ ክትግበር፡ ክምዕብል ዝጸንሐ ፕሮጀክት ምሕያል ማእከላትን ምህዞን ሰንዓን ናብ ግብራዊ ስራሕ ክሰጋገር ዝብሉን ካልኦትን ብኣተኩሮ ክስረሓሎም ኣብ ሓባራዊ መረዳእታ ተበጺሑ።

ኣቦ-መንበር ማሕበር ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብ ዘስምዖ ናይ መዛዘሚ ቃል፡ ማሕበር ራኢኡን ዕላማታቱን ንምጭባጥ ቡብእዋኑ ስትራተጂያዊ ውጥናት እናሰኣለ ክሰርሕ ምጽንሑ ጠቒሱ፡ ሕጂ'ውን ምስ ኣቲናዮ ዘሎናዮ መድረኽ ኣብ ዝሳነ ኩሉመዳያዊ መኸተ (ፖለቲካዊ፡ ልምዓታዊ፡ ዜናዊ፡ ባህላውን ዲፕሎማስያውን) ኣተኩሮ ብምግባር ሓድሽ ስትራተጂያዊ ውጥን ስራሕ ሓንጺጹ ንስራሕ ተበጊሱ ስለዘሎ፡ ናህርን ድርኺትን ንምፍጣር ተራን ኣበርክቶን መሻርኽትን ሕብረተሰብን ኣብ ጉዳይ መንእሰያት ክሕይል ወሳኒ ምዃኑ ተላቢዩ።

ሓላፊ ፖለቲካዊ ጉዳያት ህግደፍ ብጻይ የማነ ገብረኣብ፡ ንኣኼበኛታት ኣብ ዝሃቦ ኣማእዛኒ መርሓ-ጎደና፡ ካብ ዝዓበየ መደባት 2022 ኣብ ሓባራዊ ረብሓን ምኽባባርን ዝተመርከሰ ምስ መሻርኽቲ ሃገራት ዝምድና ምዕባይ ምዃኑ ብምጥቃስ፡ እዚ ካብ'ቲ ድሕነት ሃገር ኣብ ምሕላውን ምርግጋጽ ሰላምን ርግኣትን ነካይዶ ዕማም ፈሊኻ ዘረአ ስለዘይኮነ፡ ሃማመተኤ፡ ምስ ማሕበራት መንእሰያት ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃን ኪኖኡ ብደረጃ ኣፍሪቃን ዓለምን ዝኸይድ ዝምድናታት ዘዕቢ መኣድታት ኣብ ምውዳብ መሪሕ ተራ ክጻወት ኣብ መደባት ስርሑ ቀዳምነት ሂቡ ክሰርሓሉ ከም ዝግባእ ገሊጹ።

ብጻይ የማነ ገብረኣብ፡ ኣብ ናይ ልምዓት መደባት ብቐዳምነት ዝስራዕ ልምዓት ሰብ ብኹሉመዳዩ ምዃኑ ጠቒሱ፡ ልምዓት ሰብ ክበሃል ከሎ፡ ብኣካዳሚ ጥራሕ ዘይኮነ፡ ብሞያ፡ ብተሓሳስባ፡ ብኽብርታት፡ ብኣፍራይነት፡ ብፍቕሪ ሃገር፡ ብንቕሓትን ብሰፊሕ ኣጠማምታን ዝተሃንጸ ዓሚቝ ፍልጠት ዘለዎ መንእሰይ ምፍራይ ምዃኑ ኣረዲኡ።

ሃማመተኤ፡ ኣብ ኩሉ'ቲ ዘካይዶ ናይ መኸተ፡ ንቕሓትን ልምዓትን መደባት፡ ነቲ ኣብ ወጻኢ ዝርከብ ተሳትፎን ኣበርክቶን መንእሰያት ኣብ ግምት ዘእተወ ክኸውን ከም ዝግባእ ድማ ብጻይ የማነ ኣስሚሩሉ።





# ሪፖርታዥ ሓባራዊ ዘተን ሰሚናርን

ሃማመተኤ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ባህላውን ማሕበራውን ዛዕባታት ዝሓዘ ብሞያውያን ወይ ዝምልከቶም ሓለፍቲ ዝቐርብ ክፉት መደብ ሓባራዊ ዘተን ሰሚናርን ወትሩ ሓሙስ ምሸት ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ (ጁንየር ክለብ) ከካይድ ጸኒሑ ኣሎ። መጽሔት መንእሰይ ኣንበብታ ተሳተፍቲ ናይ`ቲ መኣዲ ክኾኑ ብኽብረ እናዓደመት፡ ንሎሚ ናይ ሓሙሽተ ዛዕባታት ዝበዝሐ መድረኻዊ ትሕዝቶ ዘለዎ ብመልክዕ ሪፖርታዥ ክተቕርብ ተበግሶ ወሲዳ ኣላ።

ምሉእ ትሕዝቶ ናይ ነፍሲወከፍ ዝቐርብ መደብ ሓባራዊ ዘተን ምስትምቓር ጥበብን ኣብ ዩትዩብ (Hordata Media) ይዝርጋሕ ምኺኑ ድማ በዚ ኣጋጣሚ ንግዱሳት ተዘኻኽር።

# ህሉው ዝምድና ኤርትራን ኣመሪካን

ብኣቶ ብርሃነ ገብረሂወት

(ፈጻሚ ጉዳያት ኤምባሲ ኤርትራ ኣብ ኣመሪካ)

ኣርእስትና ንሓፈሻዊ ህሉው ዲፕሎማሲያዊ ዝምድና ኤርትራን ኣመሪካን ከመይ ከምዘሎ ዝድህስስ'ዩ ክኸውን። እዚ ኣርእስቲዚ፡ ንዝኾነ ሰብ ብዙሕ ሓድሽ ነገር ክህልዎ ኣይክእልን'ዩ ኢለ እየ ዝኣምን። ምኽንያቱ፡ እዚ ጉዳይ ንዓና ንኤርትራውያን፡ ናይ ሓደ ክልተ ዓመት ወይ ናይ ዓሰርተ ዓመት ዘይኮነ፡ ናይ ሰማንያ ዓመት ጉዳይ'ዩ። ስለዚ፡ ኣጸቢቑ ጽልዋ ዘለዎ፡ ብቐጻሊ ድማ ኣብ ሓሳብናን ኣብ ቀልብናን ዘሎ'ዩ። ጽልዋ ናይ'ዚ ግን፡ ኣብ ሂወትናን ኣባናን ጥራይ ኣይኮነን፤ ኣብ ምሉእ ዓለም እውን'ዩ። ስለዚ፡ ሓፈሻዊ ዲፕሎማሲያዊ ዝምድና ኤርትራን ኣመሪካን ኣብ'ዚ እዋንዚ ከመይ ኣሎ ንዝብል፡ እቲ መልሲ፡ ብሕጽር ዝበለ፡ ጽቡቕ የለን'ዩ። ጽቡቕ ከም ዘየለ እውን ኩላትና እንፈልጦ ሓቂን ኮቲ ሓበሬታ መዓልታዊ ምክትታል እንኻብረሉን ዘለና'ዩ። ምናልባት፡ እዚ ዝምድና ስለምንታይ ሕማቕ ኣሎ? ወይ ስለምንታይ ሕማቕ ይኸውን? ስለምንታይከ ቀጻሊ ናይ ኣመሪካ ተጻብኦ ኣብ ልዕሌና ይህሉ? ንዝብል ቅሩብ ክንዝረበሉ ኣገዳሲ ክኸውን ይኽእል'ዩ።

ኣብ'ዚ ሰዓት እዚ፡ ኣመሪካ ብንጹር፡ ተጻባኢ መርገጺ ኣንጻር ኤርትራ'ያ ወሲዳ ዘላ። እዚ መርገጺ ኸኣ፡ ሓዲሽ ነገር ዘይኮነ፡ ምስ'ቲ ቅድሚኡ ዝነበረ ተተሓሒዙ ዝኸይድ እዩ። ነዚ ኸኣ፡ ብዙሕ ንድሕሪት ከይተመለስና፡ ኣብ'ዚ ድሒሩ ኣብ ኢትዮጵያ ዝሰዓበ ኩነታትን ምስኡ ተተሓሒዙ መንግስቲ ኣመሪካ ዝወሰዶም ስጉምትታትን ኣዛሚድና ምስ እንርእዮ፡ ካብ'ቲ ናይ ቀደም ዝወሰድዎ ዝነበሩ ስጉምትታትን ዝነበሮም መደባትን ዘይፍለ'ዩ። እንተኾነ፡ እቲ ተጻብኦኦም፡ ኣብ'ዚ ሰዓት እዚ ኣጸቢቑም ኪደፍኡዎ ክኢሎም ኣለዉ።

ኣብ 2020 ኣብ ሰሜን ኢትዮጵያ ወያነ ዝወልዖ ኲናት ዘስዓቦ ናይ ኢትዮጵያ ዘይምርግጋእ፡ ንኤርትራ'ውን ጸጥታኣ ዝትንክፍ ኩነታት ስለዘስዓበላ፡ ኣብ'ቲ ኩነታት ኣብ ዝኣተወትሉ ግዜ፡ እቲ ኲናት ኣብ ኢትዮጵያ'ዩ ዝካየድ ነይሩ። ዘበገስዎ ኣብ ኢትዮጵያ ዘለዉ ሓይልታት ናይ ወያነ እዮም። እቲ ኲናት፡ ኣንጻር ኢትዮጵያ ንባዕላን ኣንጻር ኤርትራን ዝቐንዐ ኮይኑ ኸኣ፡ ንኤርትራ ብኣሉታ ጸልዩዋ። እዚ ግን፡ ኤርትራ ተገዲዳ ዝኣተወቶ ነገር ክንሱ፡ እቲ መቕጻዕቲ ወይ እቲ እገዳ ቅድሚ ዝኣገረ ኣንጻር ኤርትራ እዩ ተበይኑ፤ ማለት፡ ኣንጻር ኢትዮጵያ ኣይኮነን። ንምንታይ እንተደኣ ኢልና፡ እቲ ታሪኽ ብዓቢኡ ኣሎ። ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ዝተፈጥረ ሓዲሽ ኩነታት፡ ክሳብ ሕጂ ዓው ኢሎምኳ እንተዘይተዛረብሉን እንተዘይተኣመንሉን፡ ብመሰረቱ ኣይተዋሕጠሎምን። ኤርትራ፡ ኣብ'ዚ ዝሓለፈ ኣርባዕተ ሓሙሽተ ዓመታት፡ ኣብ'ዚ ከባቢ ዓቢ ጽልዋ ኣሕዲራ ስለዘላ ኸኣ'ዩ እቲ መቕጻዕቲ ብቐንዱ ናብኣ ገጹ ዝኸይድ ዘሎ። ካብ'ቲ ውዕል ሰላም ኣትሒዝካ ክሳብ ሕጂ ዝኸይድ ዘሎ ኩነታት ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ካብ ቁጽጽሮም ወጻኢ'ዩ። ኮቲ ኩነታት ኣብ ቁጽጽሮም ንኸየእትውዎ ዘጸግሞም ዘሎ ሓይሊ፡ ኤርትራ'ያ ኢሎም ስለዝኣምኑ ኸኣ፡ ኑቶም ቀንዲ ተዋሳእቲ ናይ'ቲ ኲናት ገዲፎም፡ ነታ በቲ ኩነታት ሰላማ ተተንኪፉ ኣብ'ቲ ኩነታት ዝኣተወት ኤርትራ ግዳይ ይገብርዋ ኣለዉ። እቲ ናይ ብሓቂ ምኽንያት ግን ንሱ ዲዩ? ኤርትራ ስለዝበደለት ወይ ስለዝኣበሰት ዲዩ መቕጻዕቲ ዘውርዱላ ዘለዉ? እንተደኣ ኢልና፡ ዝወሰድዎ ዘለዉ



ስጉምትታት ኪጋግየና ኣይክእልን'ዩ። የግዳስ፡ ስለምንታይ'ዩ ሰማንያ ዓመት ዝቐጸለ ተጻብኦ፡ ክሳብ ሕጂ ብዘይምቍራጽ ብኸምዚ መልክዕ ዝኸይድ ዘሎ? ንዝብል ሕቶ ብዕቱብ ክንዝረበሉ ዘለና ኮይኑ'ዩ ዝስምዓኒ።

ኣብ ዝሓለፈ ታሪኽ፡ እተን ካብ ንጡፍ ተጻብኦ ኣመሪካ ዘዕረፍናለን ዓመታት ድሕሪ ናጽነት ክሳብ 1997 ኣብ ዝነበረ ግዜ'የን ነይረን። እቲ ምኽንያት ከኣ፡ ምስ'ቲ ኣብ ኢትዮጵያ ዝተተኽለ ናይ ወያነ ስርዓት ዝምድናና ጽቡቕ ስለዝነበረ'ዩ። ወራር ወያነ ምስ ተወልዐ ግን፡ እቲ እንፈልጦ ናይ ተጻብኦ ታሪኽ ብግሁድ ኣንጻርና ክሰርሕ ጀሚሩ። እዚ ኹሉ ተመኪቱ፡ ተወዲኡ እናተባህለ ኸኣ፡ ኣብ መፋርቕ 2018፡ ካብ ቁጽጽሮምን ጽልዋኦምን ወጻኢ ውዕል ሰላም ምስ መጸ፡ ኣየቋረጸን። ድሕሪ'ቲ ውዕል ሰላም፡ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ዝመጽአ ናይ ኣተሓሳስባ ለውጢ ስግኣት ስለዘሕደረሎም፡ ኮቲ ኩነታት ኣብ ትሕቲ ቁጽጽሮም ንምእታው ናይ ምዝራግ ስራሕ'የም ኣካይዶም። ምኽንያቱ፡ እቲ ቀለም



ውዕል ሰላም ኪይነቐጸ እንከሎ፡ በጨቕ በጨቕ ዝብል ርእይቶታት ናይ ሰበ-ስልጣን ኣመሪካ ይርአ ነይሩ። እዚ ኸኣ፡ ኣብ ሞንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ተፈጢሩ ዘሎ ዝምድና፡ ንረብሓኦም ኣይሰርሕንዩ ኢሎም ዝኣምኑ ኣካላት ስለዘለዉ እዩ። እቲ ኩነታት ድማ ብኸምዚ ኣገባብ መሊሱ ከሪሩ ኣሎ።

እንታይ ውሳነታት ወሲዶም ኣለዉ፡ ኩላትና ንፈልጦ ስለዝኾነ ኣብ ዝርዝር ኣይኣቱን'የ። ኣብ መወዳእታ ግን፡ ኣብ ኤርትራ ኪይተኣገደ ዝገደፍዎ ትካል የለን ኢልካ ክንዛረብ ንኽእል ኢና። ሓይልታት ምክልኻል፡ ሕድሪ ትራስት ፋንድ...፡ ዝገደፍዎ የለን። እተን ልኡላውነትና እነኽብረለን፡ ቁጠባና ንምህናጽ ወይ ግዝያዊ ሽግራትና ንምፍታሕ እንጥቀመለን ትካላት (ንኣብነት 09) ምእጋድ ማለት፡ ንሃገር ኢዱን እግሩን ምእሳር ማለት'ዩ። ብሕጂኸ ክንደይ ክኸዱ'ዮም? እንታይ ኪተግብሩ'ዮም? ምስ ግዜ ንርእዮ ክህሉ ይኽእል ይኸውን፣ እቲ ሓሊናዮም ክንብርዎ ደልዮም ዘለዉ ግን፡ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ዘሎ ኩነታት ንምቁጽጻር፡ ኣብ ኢትዮጵያ ንሳቶም ዝመልከዎ ሓይሊ ክመርሕ ንምግባር'ዩ። ንሳቶም ዝምልከዎ ሓይሊ ንኽመርሕ ከኣ፡ ነቲ ንሳቶም ዝደልይዎ ሓይሊ ኣድሒንካን ከምዝዕወት ጌርካን፡ ኣብ ኢትዮጵያ ካብ'ቲ ናይ 27 ዓመታት ዝገደደ ኩነታት ምፍጣር'ዩ። ነዚ ነገርዚ ዕንቅፋት እትኸውን ከኣ ኤርትራ ስለዝኾነት፡ ብኹሉ መዳይ ከነዳኽማ ኣለና ተባሂሉ'ዩ ዝስርሓሉ ዘሎ።

ስለዚ፡ ኣመሪካ ኣንጻር ኤርትራ ጠጠው ክትብል ገይርዋ ዘሎ፡ ብመሰረቱ ናይ ኣተሓሳስባ ፍልልይ ስለዘሎ'ዩ። ናይ ኤርትራ ኣተሓሳስባ ወይ ናይ ህዝባዊ ግንባር ኣተሓሳስባ፡ ኣብ'ዚ ከባቢ ኮነ ኣብ ካልኦት ሃገራት ኪይዱ ንኺይጸሉ፡ እንተኽኢሎም ካብ ኤርትራ ከጠፍእዎ'ዮም ዝደልዩ። ነዚ ዓው ኢሎም ወይ ኣግሂዶም ኣይዛረብሉን'ዮም። ናይ ሰብኣዊ መሰላት፡ ናይ ዓመጽ፡ ናይ ገለ ዝብሉ ክስን ምስምስን እናፈጠሩ'ዮም፡ ነዚ ኣተሓሳስባ ንምጥፋእ ዝጽዕሩ ዘለዉ። እዚ ኸኣ ቀሊል ኣይኮነን። ሃገራት ብጾብ ተሰሓሒበን ክዋጠጣ ከለዋ፡ እቲ ጉዳይ ብቐንዕና እንተ ተታሒዙ፡ እቲ ጾብ ብሕጋዊ መንገዲ ወዲእካ ኪተዕርፎ ትኽእል ኢኻ። ብንግዲ እንተ ተሰሓሒበን'ውን ንዕኡ መዕረፊ ክትገብረሉ ትኽእል ኢኻ። ብኣተሓሳስባ እንተ ተሰሓሒበን ወይ ናይ ኣተሓሳስባ ፍልልይ እንተ ኾይኑ ግን፡ እቲ ጸገም ቀሊል ኣይከውንን እዩ። ንሕና ኸኣ፡ ንኣመሪካ ዘወሰድናሉም ወይ ዘግደፍናዮም ነገር የለን፤ ዓቕሚ'ውን የብልናን። እቲ ጸገም፡ እቲ ንሕና እንኸዶ መንገዲ፣ እቲ ኑብስና ክንከእል ምባልና፣ እቲ ኑብስና መሊኽና መደባትና ኣውጺእና ንዓና ዝጠቅምን ክብረት ሕብረተሰብና ዝሕሉን ናጻ መስመር ክንጉዓዝ ኢና ዝብል ኣተሓሳስባ፡ ብኣታቶም ቅቡል ስለዘይኮነ'ዩ። ነዚ ኸኣ ብቐጥታ ኪቃወምዎ ወይ ከጥቅዕዎ ኣይክእሉን'ዮም። "እዚ ኣተሓሳስባ እዚ ሕማቕ ስለዝኾነ ኢና ንኤርትራ ንቐጽዓ ዘለና" ክብሉ ኣይክእሉን'ዮም። እንታይ ደኣ፡ ኣብ ዙርያ ናይ'ዚ ዕግርግር'ዩም ኣንጻር ኤርትራ ዝቐንዐ ክሲታት ዝጉብሩ ዘለዉ። እዚ ናይ ኣተሓሳስባ ረጽሚ ዝፈጠሮ ስለዝኾነ ድማ'ዩ፡ ቀሊል ኣይኮነን እንብሎ። ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ኩነታት፡ ናይ ኤርትራን ኣመሪካን ዝምድና ብኸምዚ ዘለዎ መልክዕ ክኸይድ ድማ ባህርያዊ'ዩ።

ነታ ቀዳሚ ዓሚ ኣብ ትግራይ ዝተወልዐት ኲናት ናይ ወያነ ከመይ ጌሮም ገሊጾማ ዘገርም'ዩ። እቲ ሽዑ ዘውጽእዎ መግለጺ፡ "ኣብ ሰሜን ኢትዮጵያ ተፈጢሩ ዘሎ ናይ ዘይምርግጋእ ኩነታት፡ ንሃገራዊ ድሕነትን ጸጥታን ኣመሪካ ኣብ ከቢድ ሓደጋ ዘውድቕ ስለዝኾነ፡ መንግስቲ ኣመሪካ ናይ ከምዚ ዝኣመሰለ ናይ ህጹጽ እዋን ድንጋገ ወይ ፕረዚደንታዊ ድንጋገ ከሕልፍ ተገዲዱ ኣሎ" እዩ ዝብል። ኣብ ትግራይ ዘሎ ኩነታት ብኸመይ መንገዲ'ዩ ንሃገራዊ ድሕነትን ጸጥታን ኣመሪካ ኣብ ሓደጋ ዘውድቕ? ንሓደ ካብ ሕጊ ወጺኡ ኲናት ዝወልዐ ጉጅለ፡ ንሓደ ጎረቤት ሃገር ኣጥቂዑ ኣብ ኲናት ዘእተወ ሓይሊ፡ ሕጊ ንምኽባር ኣንጻሩ ንዝግበር ዝነበረ ውግእ፡ ከመይ ኢሉ'ዩ ካብ ዘይምርግጋእ ናይ ኢትዮጵያ ወይ ናይ ቀርኒ ኣፍሪቃ ሓሊፉ፡ ንሃገራዊ ድሕነትን ጸጥታን ኣመሪካ ኣብ ሓደጋ ዘእቱ? እንተ ኢልካ መልሲ ዝርከቦ ኣይኮነን። ኣመሪካ እትኣክል ሃገር፡ ሓደጋ ገጢሙኒ ኢላ ኣምሪራ መግለጺ ኪተውጽእ ተሰሚዑ'ውን ኣይፈልጥንየ። ኣመሪካ፡ ፕረዚደንት ጆን ኤፍ ከነዲ ኣብ ዝተመርጸሉ፡ ብዓይኒ ጸጥታ ዝርአ ከቢድ ነገር ኣጋጢምዋ'ዩ። ሽዑ ግዜ፡ ሕብረት ሶቭየት ኣብ ኣፍንጫ ኣመሪካ ማለት ኣብ ኩባ ኑክሌራዊ ኣጽዋር ተኺላ ኣብ ዝነበረትሉ ኸማን፡ ፕረዚደንት ከነዲ፡ ከምዚ ናይ ፕረዚደንት ባይደን ዓይነት ክብደት ዘለዎ መግለጺ ኣየውጽኣን።

ስለምንታዩ ደኣ'ሞ ሕጂ ክሳብ ክንድኡ ተኻቢዱ ተገሊጹ ዘሎ እንድሕሪ ኢልና፡ ነቲ ክንብሎ ዝጸናሕና ዘንጸባርቕ እዩ። ሓደ ዓቢ ምኽንያት ፈጢርካ፡ ነቲ ክትበጽሖ ዝደለኻ ዕላማ ንኽትበጽሕ እትወስዶ ስጉምትታት'ዩ። ነዚ ኸኣ፡ መጀመርታ ኣብ መጋባእያታት ናይ ሕቡራት ሃገራት'ዮም ንኤርትራን ንመንግስቲ ኢትዮጵያን ንምሽናን ቀጻሊ ፈተነታት ኣካይዶም። ኣብ ውሽጢ ሓደ ዓመት ዘይኣክል ድማ ዘይተኣደነ ኣኼባታት ጌሮም። እዚ ኸኣ፡ ነቲ ጉዳይ ባይቶ ጸጥታ ክኸንኖም፡ ብስሙ ከቢድ እገዳ ንምሕላፍ ዝዓለሙ'ዩ ነይሩ። ድሒሩ ከም ዝተራእየ ኸኣ፡ እቲ ቀንዲ ስሑል ናብ ኤርትራ ከም ዝቐንዐ ንምግባር እዩ ነይሩ። ከምቲ ቀድሚ ሕጂ እገዳታት ከሕልፉልና ዝኸድዎ፡ ልሙድ መንገዲ ድማ'ዩም ተጸቢዮም ነይሮም። ምኽንያቱ፡ ኣብ'ቲ ቅድም ዝሓለፍዎ ክልተ እገዳታት፡ ደገፍ ሩስያን ቻይናን ኪይተረፈ'ዩ ነይሩዎም። ሕጂ ኸኣ፡ ንዕኡ ንምድጋም፡ ንባይቶ ጸጥታ ኣብ'ቲ ጉዳይ ከእትዉን እንተኽኢሉ'ውን ብመንገዲ ሕብረት ኣፍሪቃ ንሃገራት ኣፍሪቃ ተዋሳእቲ ንኽንብሩን ብደገፍ ኤውሮጳ ብዙሕ ፈተነታት ኣካይዶም። እንተኾነ፡ ብመንገዲ ባይቶ ጸጥታ ኮነ ሕብረት ኣፍሪቃ እገዳ ከሕልፉ ኣይተኻእለሎምን። ናብ'ቲ በይናዊ እገዳ ማለት ናብ "ዩኒላተራል" ውሳኔ እዮም ሓሊፎም።

እዚ ኩሉ ተደማሚሩ ኸኣ፡ ነቲ ኣብ እዋን ፕራምፕ ብመጠኑ ናብ ኮፍ ኢልካ ምዝርራብ ገጹ ኪይዱ ዝነበረ ዝምድና ኤርትራን ኣመሪካን፡ ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ ሕማቕ ኣንፈት ሒዙ ክጉዓዝ

ገይርዎ ኣሎ። እቲ ምኽንያት፡ ምምሕዳር ባይደን ኣብ ጉዳይ ኢትዮጵያ ምስ ወያነ መርገጺ ወሲዱ ኣንጻር ኤርትራን መንግስቲ ኢትዮጵያን ይሰርሕ ብምህላዉ'ዩ። እዚ መርገጺ እዚ ኸኣ፡ ኣይኮነንዶ ንቕርኒ ኣፍሪቃ፡ ንኣመሪካ ዘርብሕ ከምዘይኮነ ኣመሪካውያን ከይተረፈ ዝዛረብሉ ዘለዉ'ዩ። ስለዚ፡ ዝምድናና ንምምሕያሽ ኣብዚ ሰዓት እዚ ምስ መንግስቲ ኣመሪካ ዝኸይድ ዝኾነ ዓይነት ዕቱብ ዘተ የለን። ንኸመሓይሽዎውን ዕላማን ሓሳብን ዘለዎም ኣይመስሉን። ብወገንና፡ ኪጋገዩ ከለዉ ብቐጻሊ ነዞኻኽሮምን ጌጋታቶም ንሕብሮምን ኢና። እዚ ኸኣ፡ ሓንሳብ ብቐጥታ፡ ሓንሳብ ብግህዶ ወይ ወይ ብእዉጅ መንገዲ "ፓብሊክሊ" መርገጺታትና ንገልጽ ኢና። እዚ ግን ብዙሕ ግዲ ዝገብርሉ ኣይኮነን። ስለዚ፡ ኣመሪካ ኣብ ንጡፍ ተጻብኦ ኣንጻር ኤርትራ ኣትያ ኣላ፣ ሳዕቤን ናይ'ቲ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ኣሕሊፎሞ ዘለዉ ውሳኔ ድማ ቀሊል ክኸውን ስለዘይክእል፡ ክንቃለሶ፡ ክንምክቶን ከነፍሽሎን ዝግበኣና እዩ።

ከም ዝዝከር፡ ኣብ እዋን ምምሕዳር ትራምፕ ዝርርብ ተጀሚሩ ክሳብ ኣርባተ ሓሙሽተ ግዜ ምብጽጻሕ ተገይሩ'ዩ። ኣብ ገሊኡ'ውን ናብ ምርድዳእ ገጽም ከይዶም ዝነበሩ ዝተላዕሉ ጉዳያት ነይሮም። ሕጂ ግን ብሰንኪ ምምሕዳር ባይደን ኣብ ጉዳይ ትግራይ ጥራይ ብምድሃቡ ተወንዚፎም ኣለዉ። ኣብነት ክህበኩም፡ ብሊንከን ጸሓፊ ጉዳያት ወጻኢ ኣመሪካ ምስ ኮነ፡ ሚኒስተር ዑስማን ሳልሕ፡ ናይ እንቋዕ ሓጎሰካ ደብዳበ ሰዲዱሉ። ብሊንከን፡ 'ሓጎስ ይሃብካ' ክብል ዝግብኦ ዝነበረ፡ "ንሽኻትኩም ጠባይ እንተዘይጌርኩም፡ ኣብ'ዚ ጉዳይ'ዚ ከምዚ እንተዘይጌርኩም፡ ንሕና ምሳኹም ኣይክንሰርሕን ኢና" ክብል ዘሰደምም መልሲ'ዩ ሰዲዱሉ። ግና፡ ነቲ ዝቐረበ ናይ ኣኽብሮት መልእኽቲ ጥዑይ መልሲ ሂቡ፡ ኣብ ልዝብ ምስ ኣተው፡ እቲ ዝደለዮ ጉዳይ ከልዕል ይኽእል ነይሩ። በንጻሩ፡ ናይ ምጕብዕባዕ መልሲ ሂብካ፡ ነቲ ብግዜ ትራምፕ ከመሓየሽ ጀሚሩ ዝነበረ ዝምድና ናብ ዘየድሊ ደረጃ ንምድፋእ ተሃንዲዶም ክሰርሑ ተዓልዮም ከምዘለዉ ዘርኢ'ዩ ነይሩ። ስለዚ፡ ብናይ ኣመሪካ ኣተሓሳስባ፡ ባዕላቶም ደንጊጾም ሓሳቦም ቀይሮም ንፍትሒ ክሰርሑ ክንሓስብ ኣይንኽእልን፣ ታሪኽ'ውን ኣይመሃረናን።

ምምሕዳር ባይደን፡ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ኮነ ምስ ኢትዮጵያ ኣብ ዝተተሓሓዝ ጉዳያት ዝገበሮ ዘሎ ስራሕ፡ ይትረፍ ንናትና ረብሓ፡ ንጸጥታዊ፡ ንዞባዊን ኣህጉራዊን ንረብሓታት ኣመሪካ ዝሕሉ ስለዘይኮነ፡ ፖሊሲ ኣመሪካ'ዩ ክንብሎ ኣይንኽእልን ኢና። ኣመሪካ፡ ኣብ ኤርትራ ኮነ ኣብ'ዚ ከባቢና፡ ክሳብ ሕጂ ንጹር ፖሊሲ የብላን። ስለምምታይ ደኣ'ሞ፡ ክንድዚ ዝኣክል ምዕቡል፡ ሃብታም፡ ሓያልን ናይ ኣማኢት ዓመታት ተሞኩሮን ዘለዎ መንግስቲ፡ ምጽእ ኢሉ ንረብሓን ምዕባለን ኣመሪካ ዘየገልግል ስጉምትታት ይወስድ? እታ ናይ ምዕራብ ኮነ ናይ ኣመሪካ ዳርሊን (darling) ኢትዮጵያ'ኸ ብኸምዚ ክትተሓዝ ምተገብኣ ዲዩ? እንተ ኢልና፡ እቲ ስርዓት ኣብ ውሽጢ ኣመሪካ ከይተረፈ ክሰርሓሉ ዘይክእል ደረጃ በጺሑ ምህላዉ'ዩ ዘነጽረልና። ኣብ ዝቕጽል እዋን ናበይ ገጹ ክኸይድ'ዩ፡ ሓቢርና እንርእዮ ክኸውን'ዩ።

ሕሉፍ ሓሊፉ፡ እቲ ምምሕዳር ውልቀ ሰባት ወይ ሰብ ፍሉይ ረብሓ ከም ድላዮም ዝጠማዝዝዎን ዝጸልውዎን'ዩ ኮይኑ ዘሎ። ብድሕሪ'ዞም ኣብ ቅድሚት እንርእዮም ፖለቲከኛታት፡ ሰብ ዋኒን ኣለዉ። እዚኦቶም፡ ምስ ሰበ-ስልጣን ወያነ እናተመሓዘዉ፡ ኣብ ዝሓለፈ 27 ዓመት፡ ኣብ ኢትዮጵያ ኣእዳዎም ኣእትዮም ከምዝምዝዙ ዝጸንሑ እዮም። ብናይ ወያነ ሞት ግን ረብሓታቶም ስለዝጎደለ፡ ሎሚ ነዚ ንምምላስ ገንዘብ እናኸፈሉ'ዮም ንወያነ "ሎቢ" ዝገብሩሉን ዝጣበቑሉን ዘለዉ። ነዚ ኸኣ፡ ምስ ኩሎም መቓልስትና ኴንና ክንገትኦ ዝግባእ'ዩ።

ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ ኣንጻር ዕብለላን ኣራግጽን ኣመሪካ ኣብ ዝካየድ ዘሎ ቃልሲ፡ ኣብ ዓለም ካብ'ቲ ናይ ቅድሚ ሕጂ ፍልይ ዝበለ ናይ ኣተሓሳስባ ለውጢ እናተፈጥረ ይመጽእ ኣሎ። እዚ ዋላ'ኳ ብዘገምታ ይኹን፡ ሓያል ስምዒታት እናኣለዓዓለን ናይ ሓባር ናይ ቃልሲ መንፈስ እናኣሓዘንዩ ዝኸይድ ዘሎ። ንኣብነት፡ ህንዲ፡ ሩስያን ቻይናን ኣብ መጋባእያታት ዝወሰድኦ ዘለዋ መርገጺ ዳርጋ ዝተነጸረ እዩ። እዘን ሃገራት፡ ቅድሚ ሕጂ ምስ ረብሓታተን እናወገና፡ ኣብ ገሊኡ'ውን ኣብ ዘይርትዓዊ ጉዳያት እናኣተዋ ድምጸን ይህባ ነይረንየን። ኣብ'ዚ ሰዓት'ዚ ግና፡ በቲ ቅኑዕ መስመር ገጸን ክኸዳ ይጀማምራ ኣለዋ። ብውሑዱ ናይ መርገጺታት ለውጢ ኣምጺኦን ኣለዋ። እዚ ዘርእየና ኸኣ፡ ኣንጻር ዕብለላን ዕንደራን ዝቃለሱ ዘለዉ ሓይልታት፡ ብመጠኑ እናተኣኻኸቡን ኣብ ሓደ መኣዲ እናመጽኡን ይኸዱ ስለዘለዉ፡ ኤርትራ ንበይና ዘይኮነ፡ ምስ ካልኦት ተሻሪኻ ቃልሳ ክትቕጽል ባይታ ተፈጢሩ ኣሎ ክንብል ንኽእል። ብእኩብ ደረጃ'ውን፡ ንምጥሓስ ቻርተር ውድብ ሕቡራት ሃገራት ንምቅዋም፡ ኤርትራ ዘላተን ሓያለ ሃገራት፡ ብሓባር ኮይነን ይዛተያን ተቓውሞአን የስምዓን ኣለዋ።

ብጻይ ብርሃነ ገብረሂወት ኣብ መወዳእታ፡ ነዚ ክግለጽ ዝጸንሐ ተጻብኦታት ንምምካት፡ ኣብ ኣመሪካ ዝነብሩ ዜጋታት ብሕልፊ መንእሰያት ውዳበኦም ኣሓይሎም ዝሰርሕሉ ዘለዉ ኣገባባት ብዝርዝር ኣብሪሁ። እቲ ናይ መወዳእታ ጻዕርና፡ ኣብ ልዕሌና ዝገበርዎ ዘለዉ ንሰለስተ ወለዶታት ዝቐጸለ ተጻብኦታት በርዒኑ ዲፕሎማስያዊ ዝምድናታትና ደረጃ ብደረጃ ናብ ዝሓሸ መድረኽ ክመጽእን፡ ኣተሓሳስባኦም ኣመዓራርዮም ኣብ ጣውላ ኮፍ ዝብልሉ መንገዲ ክንርኢ እዩ። እዚ ኸኣ፡ ሎሚ'ውን ከምቲ ዝሓለፈ፡ ብቐልጽም ሓፋሽ ህዝብን መንግስትን ኤርትራ፡ ከምኡ'ውን እናተኣኻኸቡ ዝመጽኡ ዘለዉ ተቓለስቲ ፍትሒ፡ ጋህዲ ከምዝኸውን ዘጠራጥር ከም ዘይኮነ ኣስሚርሉ። ካብ ተሳተፍቲ ንዝቐረበሉ ሕቶታትን ርእይቶታትን መብርሂ ብምሃብ ድማ ተዛዚሙ።



# ህሉው ርክባት ኤርትራን ውድብ ሕቡራት ሃገራትን

ብኣምባሳደር ሶፍያ ተስፋማርያም

**(ኣምባሳደር ኤርትራ ኣብ ውድብ ሕቡራት ሃገራት)**



ውድብ ሕቡራት ሃገራት ድሕሪ ምዝዛም 2ይ ኩናት ዓለም፡ ነቲ ኣቐዲሙ ዝተመስረተ ግን ከኣ ውጽኢት ከምጽእ ዘይከኣለ ውድብ ማሕበር ሃገራት (League of Nations) ብምትካእ፡ ኣብ ዓለምና ካብ ክመጽእ ዝኽእል ኩናት ንምክልኻል ብዝብል ዕላማ ኣብ 1945 ተመስሪቱ። እዚ ውድብ ዝተመርስተሉ ቀንዲ ዕላማ፡ ሰላምን ጸጥታን ዓለምና ብምዕቃብ፡ ኣብ መንጎ ሃገራት ምሕዝነታዊ ዝምድናን ሓባራዊ ውህደትን ንምምዕባልን ኣህጉራዊ ምትሕግጋዝ ንምዕዋትን እዩ። ነዚ ውድብ ዘቘማ ሃገራት ብቐንዱ እተን ኣብ 2ይ ኩናት ዓለም ተዓዊተን ዝወጻ ሃገራት ኮይነን፡ ንዓታተን ብዘረብሕን ምስ ፖሊሲታተን ብዝቃዶን መገዲ'የን ነቲ ውድብ ጀሚረንኦ። ኣብ ትሕቲ መግዛእቲ ሃገራት ምዕራብ ዝነበራ ሃገራት ኣፍሪቃን ካልኦት ናጽነተን ዝረኸባ ሃገራትን ናብ'ቲ ውድብ ምስ ተጸንበርኦ፡ ቁጽሪ ኣባላት እናዛየደ ብምምጻእ ኣብ'ዚ እዋን'ዚ 193 ሃገራት በጺሑ ይርከብ። ኤርትራ ድማ፡ ኣብ 1993 ኣባል ናይ'ቲ ውድብ ብምዃን፡ ዲፕሎማሲያዊ ዝምድናኣ ምስ'ዚ ውድብ ብወግዒ ጀሚራ።

ኣምባሳደር ሶፍያ ተስፋማርያም ኣብ'ቲ ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ ዘቕረበቶ ሓባራዊ ዘተን ሰሚናርን ዝበዝሐ ምስ ተመኩሮ ስርሓ ኣብቲ ውድብ ብምትእስሳር እዩ ነይሩ። ተልእኾኣ ንምትግባር ናብ'ቲ ውድብ ምስ ኪደት፡ ብቐዳምነት ነቲ ውድብ ሕቡራት ሃገራት ከም ስርዓት፡ ከም ትካል፡ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ዝነበሮ ኣሉታዊ ኣጠማምታ ክትቅይር እያ ተበጊሳ። ማዕረ ማዕረኡ'ውን ተራ ኤርትራ ኣብ'ቲ ውድብ ንኽዓቢ እንታይ ክግበር ይከኣል ኣብ ዝብል ዳህሳሳዊ መጽናዕቲ ኣካይዳ። ኣብ ውሽጢ'ዚ ዝሓለፈ ናይ ክልተ ዓመታት ግዜኣ ኸኣ፡ ኣብ ፖለቲካዊ፡ ማሕበራዊን ቍጠባውን መዳያት ዘድሃበ ብርክት ዝበሉ ዲፕሎማሲያዊ ርክባት ኣሰላሲላ።

"ኤርትራ ድምጻ ኣብ ብዙሕ ጉጅለታት ውድብ ሕቡራት ሃገራት ተሰማዒ እናኾነ ይመጽእ ኣሎ"

ኤርትራ ኣካል ናይ'ቲ 193 ኣባል ሃገራት ዝሓቖፈ ውድብ ስለዝኾነት፡ ድምጺ ዘለዋ፡ መንበር ዘለዋ፡ ባንዴራኣ ዘለዋ፡ ኮታ ከም'ሉ መሰላ ዝተሓለወላ ሃገር'ያ። ኣብ'ቲ ውድብ ግን፡ ናይ ገለ ሃገራት ጽልዋ ካብ ናይ ካልኦት ዝሓየለን ዓብላልን ብምዃኑ፡ ንሱ ዝፈጠሮ ጸቕጥን ዕብለላን፡ ውድብ ሕቡራት ሃገራት ኣብ ልዕሊ ኤርትራን ህዝባን ዝጸንሖ ጽልዋ ዝበዝሐ እዋን ኣሉታዊ ኮይኑ እዩ ጸኒሑ።

ኣምባሳደር ሶፍያ፡ ኣብ እዋን መጋበኣያ መበል 75 ዓመት ምምስራት ውድብ ሕቡራት ሃገራት ስራሓ ስለጀመረት፡ ኣብ'ቲ ኣኼባ፡ እቲ ውድብ እንታይ ይዓምም? ብኣባል ሃገራት ዝተነበረሉ ትጽቢትከ ይትግበርዶ ኣይትግበርን... ወዘተ ዝብሉ ሕቶታት ብዝግባእ ክትርዳእ ሓጊዝዋ። ብመንጽር'ቶም ኣብ ውሽጢ'ዚ 75 ዓመት ዝሓለፉ ውሳኔታትን ብይናትን ክርአ እንከሎ፡ እቲ ውድብ ዓብዪ ክሳራ ከም ዝገጠሞዩ ዝግምገም። ከም ውጽኢቱ ድማ፡ ከም ኤርትራን ካብ ኤርትራ ንላዕሊ ብዙሕ ሕማቕ ዘሕለፋን ዝተጎድኣን ሃገራት ከምዘለዋ፡ ምስ ቃንዛኣንን ጓሂኣንን ይቕጽላ ኣለዋ። እዚ ብሰንኪ'ታ ሰይትን መዓልትን ሽርሒታት ካብ ምእላም ዘይተዕርፍን ነቲ ውድብ ከም ድሌታ እተማእዝኖን ኣመሪካን ሰዓብታን ዝተፈጥረ እዩ። ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ ኸኣ፡ ብሳላ'ዚ ከሉ ዝቐረበ መረረ፡ ዝበዝሓ ኣባል ሃገራት መፍትሒ ናይ'ቲ ዝገጥመን ዘሎ ጸገማት ንምንዳይ፡ ብጉጅለ ተመቓቒለን ርክባት ክጉበራን ክላዘባን ይጀማምራ ስለዘለዋ፡ ተስፋ ዝህብ ንቕሓትን ሓበራዊ መረዳእታን እናተፈጥረ ይመጽእ ኣሎ።

"ንቕሓት ሃገራት እናዛየደ፡ ከም ናይ ኤርትራ መረዳእታ ዝሓዛ ሃገራት እናሰሰና ይመጻ ኣለዋ"

ከም ኣብነት ናይዚ፡ ኣብ ምምዕባል ዝርከባ 54 ሃገራት ዝሓቖፈ ጉጅለ ኣፍሪቃውያን፡ ምስ'ቶም ብሰንኪ ባርነትን ካልእን ኣብ ሃገራት ካራብያንን ካልእን ዝርከቡ ኣፍሪቃውያን ስደተኛታት ኮይኖም ክተሓጋገዙን ኣብ ውሕ. ሃገራት ድምጾም ከበርኹን ምቹእ ባይታ ተፈጢሩሎም ኣሎ። ኣብ ታሪኽ ውሕ. ሃገራት፡ ናይ ፈለማ ኣፍሪቃዊ ኮሚቴ ከቕኑሙ ክኢሎም ከምዘለዉ፡ ኤርትራ ድማ ሓንቲ ካብ'ተን ነቲ ኮሚቴን ነቲ ስራሕን ዘነጣጥፋ ሃገራት ኮይና ኣላ። ኣብ ማሕበራዊ፡ ቍጠባውን ባህላውን ጉዳያት ናይ'ቲ ውድብ ኣተኩሮም ኣብ ዝትግበሩ ዝተፈላለዩ ውሳኔታትን ስምምዓትን፡ ዝምድና ክትፈጥር፡ መሻርኽትን መተሓጋገዝትን ክትረክብ'ውን ጻዕርታት ተካይድ ኣላ።

ብዘይካ'ዚ፡ ኤርትራ ኣባል ናይ'ቲ 122 ሃገራት ዘለዎ ዘይሻራዊ ምንቅስቓስ (non-allied movement) እያ። እዚ፡ ኣብ ውሽጢ ሓፈሻዊ ባይቶ ናይ'ቲ ውድብ፡ እቲ ዝሓየለ ምንቅስቓስ'ዩ። ኣብ'ዚ





ክትሳተፍ ከለኻ ድማ፡ ፖለቲካዊ ጉዳያትካን መርገጺኻን ከተነጽር፡ ብዛዕባ ኣብ ባይቶ ጸጥታ ክህሉ ዝደለ ለውጢ ኮነ ብዛዕባ ተልእኾ ዓቃብ ሰላምን ካልእን ድምጽኻ ከተሰምዕ ባይታ ኣለካ። ኤርትራ ድማ፡ ነዚ ባይታ'ዚ ብዝግባእ ትጥቀመሉ ከምዘላ ኣምባሳደር ሶፍያ ሓቢራ።

ብተወሳኺ፡ ኣብ ውሽጢ'ቲ ውድብ፡ ኣብ ቍጠባዊ ጉዳያት ዘተኮረ ብG-77 ዝጸዋዕ ወዓ ናይ ቻይና ጉጅለ ኣሎ። እዚ ጉጅለ'ዚ፡ ኣብ ቁጠባ፡ ፋይናንስን ምዕባለን ንዘውሰኑ ስምምዓት የካጣጥፍን የተግብርን። ብመሰረት ሓበሬታ ኣምባሳደር ሶፍያ፡ ተራ ኤርትራ ኣብ G-77 ቻይና ልዑል'ዩ ዘሎ። ብመንጉዲ'ዚ ዓቢ ቍጠባዊ ፎሮም እዚ ኸኣ፡ ምስ ኣምባሳደራት 193 ሃገራት ተራኺብካ፡ ክልተኣዊ ዝምድናታት ክትጉበር፡ ናይ ኤርትራ ክኢላታት ምስ ናይ ካልኦት ሃገራት ክኢላታት ክራኸቡ ዕድል ክትፈጥር ዘኽእል ብምዃኑ፡ ብዝግባእ ይሰርሓሉ ከምዘሎ ገሊጻ።

“ውድብ ሕቡራት ሃገራት ድምጽኻ እተሰምዓሉ፣ ምስ'ተን ከማኻ ዝኣመሰኣላ ሃገራት ሓቢርካ ክትሰርሕን ክትተሓጋገዝን ባይታ ዝፈጥሮ'ዩ” ዝበለት ኣምባሳደር ሶፍያ፡ ነፍሲ-ወከፍ ኣባል ሃገር፡ ትዕበ ትንኣስ፡ ሓድሕዳዊ ኣበርክቶ ስለዘለዋ፡ ኤርትራ ድማ ነዚ ብዕቱብ ተገንዚባ፡ ምስ'ተን ንፖሊሲኣን ቀዳምነታታን ዘቐድማ ሃገራት ተራኺባ፡ ቀጻሊ ዘተን ምርድዳእን ከምእተካይድ ኣረዲኣ። ኣብ'ቲ ውድብ ካብ ኤርትራ ዝንእሳ ከባቢ ሚእቲ ኣባል ሃገራት ከምዘለዋ ጠቒሳ ኸኣ፡ ወከልቲ ናይ'ተን ነኣሽቱ ዝበሃላ ሃገራት፡ ካብ ወከልቲ ናይ'ተን ዓበይትን ሓያላትን ሃገራት፡ እቶም ዝቐነዑን ምስ ኤርትራ ሓቢሮም ክሰርሑን ኤርትራ ክበጽሑን ድሌት ዘለዎም ምዃኖምን ድማ ሓቢራ።

ኣብ ውድብ ሕቡራት ሃገራት 50 ደቂ ኣንስትዮ ኣምባሳደራት ኣለዋ። እዚኦተን ድማ፡ ናተን ጉጅለ ኣለወን። እዚ ጉጅለ'ዚ፡ ምስ ደቂ ኣንስትዮ ዝተኣሳሰር ጉዳያት ኣልዒለን ክዛተያን ሓበሬታ ክለዋወጣን ዕድል ይፈጥረለን። ካብ'ተን 50 ኣምባሳደራት ደቂ ኣንስትዮ'ውን፡ እተን ኣፍሪቃውያንን መበቆል ኣፍሪቃውያን ዘለወን ናተን ጉጅለ ኣለወን። እዚ ጉጅለ ድማ፡ ብዛዕባ ጉዳይ ኣፍሪቃውያን ደቂ ኣንስትዮ ክዝትያ፡ ኣብ ሓፈሻዊ ባይቶ ውድብ ሕቡራት ሃገራት ንኣፍሪቃውያን ደቂ ኣንስትዮ ዝምልከት ጉዳይ ኣብ ዝለዓለሉ፡ ሓቢረን ክመያየጣ የኽእለን። እዚ ኩሉ፡ ምስ ካልኦት ተልእኾታት ዝምድና እናፈጠርካ፡ ጉዳያትካ ክትዝትየሉን መፍትሒ ጸገማት ዝኾኑ ነገራት ክትረኽበሉን ዕድል ዝሁብ ስለዝኾነ፡ ኤርትራ ብዕቱብ ጠሚታ ከምእትነጥፈሉ ኣምባሳደር ሶፍያ ተስፋማርያም ኣብሪሃ።

ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ፡ ኤርትራ ድምጻ ኣብ ብዙሕ ጉጅለታት ውድብ ሕቡራት ሃገራት ተሰማዒ እናኾነ ይመጽእ ከምዘሎ'ያ ኣምባሳደር ሶፍያ ትገልጽ። እዚ ኸኣ፡ ንኤርትራ ምስ ብዙሓት ሃገራት ብንጥፈት እናተዋስአት ክትሰርሕ የኽእላ ምህላዉ ሓቢራ። ንቕሓት ሃገራት እናዛየደ፡ ከም ናይ ኤርትራ መረዳእታ ሒዘን ምሳና ዝደናገጻን ድሌታተን ዝገልጻን ሃገራት ይስስና ኣለዋ። ተራናን ጽልዋናን ካብ'ዚ ዘለዎ ንኽዓቢ፡ ገና ሓያል ስራሕ ይጽበየና ኣሎ።

> “ተራናን ጽልዋናን ካብ'ዚ ዘለዎ ንኽዓቢ፡ ገና ሓያል ስራሕ ይጽበየና ኣሎ ።”

መጻኢ ውድብ ሕቡራት ሃገራት እንታይ ክኸውን'ዩ? ዝብል ሓሳብ፡ ገና ተንጠልጢሉ መልሲ ዘይረኸበ ጉዳይ ኮይኑ ኣሎ። ንኣብነት፡ ለውጥን ምምሕያሽን ሓፈሻዊ ኣኼባ ውድብ ሕቡራት ሃገራት ብኸመይ ክሰርሕ ኣለዎ? ክመርሖ ዝኽእሉኸ በዓል መንዮም? ወዘተ እናተባህለ ዝካየድ ዘተ፡ ክሳብ ሕጂ መዕለቢ ኣይረኸበን ዘሎ። ኣብ ባይቶ ጸጥታ ለውጢ ተገይሩ፡ ነዞን ሕጂ ዘለዋ ኣባል ውድብ ሕቡራት ሃገራት ዝውክል ባይቶ ጸጥታ ክምስረት ዝብል ሓሳብ'ውን፡ ዓመታዊ ዘተ ዝካየደሉ'ኳ እንተኾነ፡ ን20 ዓመት መዕለቢ ኣይረኸበን ዘሎ። ክንድዚ ምድንጓይ፡ ኣብ'ቲ ውድብ ስልጣንን ቦታንን ሒዘን ዘለዋ ገበትቲ ሃገራት ምዃኑ ዘገንዘበት ኣምባሳደር ሶፍያ ተስፋማርያም፡ ሳላ'ቲ ቡብእዋኑ ዝፍጠር ዘሎ መረረን ንቕሓትን፡ እቲ ቃልሲ ብኸሉ መዳይ ይቕጽል ከምዘሎ ኣብሪሃ።

ኣምባሳደር ሶፍያ ተስፋማርያም ኣብ መወዳእታ፡ ኣብ'ዚ ዝሓለፈ ናይ ክልተ ዓመታት ጉዕዞኣ፡ ብዙሕ ንኤርትራ ዘገድሳን ሓቢራ ክትሰርሓሉ ዘኽእላን ጉዳያት ተዳህሲሶም ከምዘለዉ ገሊጻ። ነዚ፡ ኣብ ው.ሕ. ሃገራት ዘሎ ዕድላት ናብ ረብሓና ንምልዋጥ ድማ ሓባራዊ ዕዮ ገዛና ስለዝኾነ፡ ኣበርቲዕና ክንሰርሕ ከምዝግባእ ኣዘኻኺራ። ንሳ ኣስዒባ፡ ምብጻሕ ናይ'ቶም ኣብ ዝሓለፈ ቀረባ ግዜ ንትካላት ው.ሕ. ሃገራት ወኪሎም ናብ ኤርትራ ዝመጽኡ ዓበይቲ ዞባዊ ዳይረክተራት፡ ኣካል ናይ'ቲ ብዛዕባ ኤርትራ ዘሎ ዝንበዕ ኣጠማምታ ቀይርካ ብሓባር ንኽንሰርሕ ዝካየድ ዘሎ ጻዕሪ ምዃኑ ጠቒሳ፡ እቲ ዑደት ብኣካል መጺኦም ብዛዕባ ኤርትራ ቅኑዕ መረዳእታን ጡብላሕታን ክረኽቡ ስለዝሓገዞም፡ ዕዉት ምንባሩ ገሊጻ። ምትእስሳር ኤርትራን ው.ሕ. ሃገራትን ዝያዳ ንምሕያል፡ ኣብ መጻኢ ዋና ጸሓፊ ሕቡራት ሃገራት ዝርከቦም ላዕለዎይ ልኡኽ ናይ'ቲ ውድብ ናብ ኤርትራ ብምምጻእ ምዕባለን ሃናጺ ኣተሓስስባ ህዝብን መንግስትን ኤርትራ ብዓይኖም ክርእዩ ኣብ ምጽላው ከም እትርከብ ኣረዲኣ።

# ዕብዳን ወያኔን መጻኢ ኣመታቱን

ብኣቶ ሰለሞን በርሀ
**(ሓላፊ ክፍሊ ፕረስ ሚኒስትሪ ዜና)**

መሪሕነት ህወሓት ዝፈጸሞ ታሪኻዊ ጌጋ፡ “ዕቡዳን” ክብል ዝገለጾ ኣቶ ሰለሞን፡ “ወያነ፡ ብህዝባዊ ተቓውሞ ካብ ስልጣን ድሕሪ ምግላፉ፡ ክዉንነት ርዒሙ፡ ድሕነትን ረብሓን ህዝቢ ትግራይ ቅድሚት ሰሪዑ፡ ክኸይድ ዘኽእሎ፡ ብዙሕ ኣማራጺታት ሰላም ነይርዎ እዩ፣ ስርዓት ምቕያር ከም ግድነታዊ ምርጫ እንተወሲድዎ ኸኣ፡ ነዊሕ ስትራተጅን ስልትን ሓንጺጹ፡ ኣብ ዝተናውሐ ግዜ ውጥኑ ከተግብር ዕድላት ነይሩዎ። ግን በቲ ዝወሰዶ ናይ ዕቡዳን ስጉምቲ ኩሉ ካብ ኢዱ ሞሊቑዎ።” ክብል’ዩ መግለጺኡ ጀሚሩ።

“ንዚ ህልዊ ኩነታት ብምልኣት ንምርዳእ፡ ቀንዲ ምንጪ ጸገማት ወያነ ብዕቱብ ምፍታሽ የድሊ” ዝበለ ኣቶ ሰለሙን፡ ብድሕሪ ባይታ ወያነ እዩ ጀሚሩ። ንሱ ኣብ መግለጺኡ፡ ኣብ እዋን ዝሓሉ ኩናት ምስ ስነ ሓሳብ ዴስነት ተኣሳሲሩ፡ ኣብ መንእሰያት ብዙሕ ከባቢታት ዓለም ሰፊኑ ዝነበረ ርሱን ናይ ምቕላስ መንፈስ፡ ኣብ ተጋሩ ተማሃሮ ዩኒቨርስቲ ጽልዋ ከምዝነበሮ፣ ዕጥቃዊ ቃልሲ ኤርትራውያን ከኣ፡ ሞዴል ናይ ተባዕ ውሳነ ኣንጻር ጭቆና ከምዝኾኖም፣ መስረትቲ ወያነ፡ ቀንዲ ድርኺቶም ናይ ምቕላስ መንፈስ እምበር ሓደ ዝጭብጥ ዕላማ ከምዘይነበረ፣ ዕላማ ናይ’ቲ ቃልሲ ኣብ መስርሕ ከናድዩዎ ይፍትኑ ምንባሮም፣ በዚ ድማ እቲ ውድብ ኣብ ምሉእ ዕድሚኡ ንጹር ዕላማ ከይሓዘ ካብ ሓደ ጫፍ ናብ ካልእ ጫፍ ብዝሰኻዕ ሓሳብ እናተመርሐ ይጓዓዝ ምንባሩ ኣቶ ሰለሞን ኣብሪሁ። ብኣንጻሩ፡ ዕጥቃዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ፡ ንጹር ሃገራዊ ዕላማን ምኽንያትን ዝነበሮ፡ ብሰላማዊን ፖለቲካዊን ቃልሲ ሓሊፉ ዝበሰለ ምንባሩ፣ ኣብ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ስነ-ሓሳብ ድሕሪ ጉዳይ ሃገራዊ ናጽነትዩ ዝስራዕ ምንባሩ ብምግላጽ ከኣ፡ ነቲ ኣብ መንነ ክልቲኡ ቃልሲታት ዝነበረ ፍልልያት ምንጪ ኣረዲኡ።



ፖለቲካዊ ስትራተጂ ህዝባዊ ግንባር ኣብ ዝምድና ምስ ምንቅስቓሳት ኢትዮጵያ ንምብራህ ኣቶ ሰለሙን፡ ናይ ጥሪ 1985 ሰነድ ህዝባዊ ግንባር እዩ ጠቒሱ። እቲ ሰነድ ከምዚ ይብል፡- “ህዝባዊ ግንባር ዝምድናታቱ ምስ ደሞክራስያውያን ውድባት ኢትዮጵያን ገድላዊ ምሕዝነት ክልቲኡ ህዝብታትን ክስፍሕን ክዓሙቕን ብጥንቃቐን ዓቕልን ብቱብነትን ይሰርሕ። ንምትካል ድልዱል ኪዳን ኣብ መንጎ ክልቲኡ ሰውራታት ቅድምን ልዕልን ኩሉ ዲፕሎማስያዊ ንጥፈት ይሰርሖ። ካብ ደሞክራስያውያን ምንቅስቓሳት ኢትዮጵያ ድማ ተመሳሳሊ መርገጽን ናይ ሓላፍነት መንፈስን ይጽበ።”

ንወተሃደራዊ ስትራተጂ ህዝባዊ ግንባር ክገልጽ እንከሎ ኣቶ ሰለሙን፡ እቲ ኩናት ናብ ውሽጢ ኢትዮጵያ ከምዝለሐም ምግባር፡ ጾር ህዝቢ ኤርትራ ዘቃልል ብምንባሩ፡ ንቃልሲ ህዝቢ ኢትዮጵያ ምድጋፍ ብወተሃደራዊ ስትራተጂ ዓወት ህዝቢ ኤርትራ ዘቀላጥፍ ምዙን ሕርያ ምንባሩ የረድእ። ምትሕግጋዝ ምስ ወያነ ድማ፡ ካብዚ ዝተጠቕሰ ፖለቲካውን ወተሃደራዊን ስትራተጂ ዝብገስ ምንባሩ ይገልጽ።

ሱር መሰረት ዘይምቅዳው ወያነን ህዝባዊ ግንባርን ኣብ ግዜ ቃልሲ፡ ብቐንዱ ካብ’ቲ ዘይንጹር ማንነታ ኣተሓሳስባ ወያነ ከም ዝብገስ’ዩ ኣቶ ሰለሞን ዝገልጽ። ህዝባዊ ግንባር፡ “ሕቶ ህዝቢ ትግራይ ብማዕርነታዊ ሓድነት ብሄራት ኢትዮጵ’ዩ ዝፍታሕ።” ዝብል ርትዓዊ መርገጺ ክሕዝ እንከሎ፡ ወያነ ግን ሓንሳብ ብምምስራት ሪፓብሊክ ትግራይ፡ ካልእ እዋን ድማ ጉዳየይ ኣብ ውሽጢ ሓድነት ኢትዮጵያዩ ዝፍታሕ ዝብል ተገላባጢ መርገጺታት ከምዝነበሮ፣ ናይ ምስፍሕፋሕ ሕማምን ዘይርስትኻ ክትግብት ምድላይን ድማ ተወሳኺ ዘይምርድዳእ ዝፈጥር ረቛሒ ምንባሩ የረድእ። ጉዳይ ባድመ፡ ምስዚ ሕማምዚ ተኣሳሲሩ ካብ ሰማንያታት ኣትሒዙ ይልዓል ምንባሩ ብምሕባር ከኣ፡ እዚ ናይ ምስፍሕፋሕ ጥሙሕ ኣብ ኤርትራ ከይተሓጽረ ንህዝብታት ወልቃይት፡ ጸገደ፡ ጸለምትን ዓፈርን እውን ዝልከም ምንባሩ ምስናይ ኣብነታቱ የብርህ።

ብመሰረት መግለጺ ኣቶ ሰለሞን፡ ኣብ 2018 ብህዝባዊ ምልዕዓል ኣብ ኢትዮጵያ ለውጢ ድሕሪ ምኽሳቱ፡ ንወያነ ናብ ዕቡዳን ካብ ዘምርሖ ረቛሒታት ሓደ፡ እዚ ኣብ ጉዳይ መሬት ዝሕቆፍ ጸገማት’ዩ ነይሩ። ጉዳይ ባድመ ብሸነኽ ኤርትራ፡ ዝተመንዘዐ መሬት ወሎ፡ ዓፈርን ጎንደርን ከኣ በቲ ካልእ፡ ዘይውሓጥ ዓንዴል ኮይኑዎ። በዚ ድማ፡ ወያነ ካብ ስልጣን ድሕሪ ምግላፉ፡ ኣብ ፖለቲካዊ ህይወት ኢትዮጵያ ንሓዋሩ ክሕዞ ዝግብኦ ቦታ ብርትዓዊ መንገዲ መዚኑ መጻኢኡ ኣብ ክንዲ ዘነጽር፡ ብናይ ስዑር ስነ-ኣእምሮኣዊ ሞቕኑሕ ተቐይዱ፡ ንኑበሱ ንዘይተርፍ ኩናት ኣብ ምድላው’ዩ ጸሚድዋ። እቲ ኣብ መንጎ







ኤርትራ፡ ሶማልን ኢትዮጵያን ዝተፈጥረ እወታዊ ጽምዶ፡ ብኣመሪካን መሻርኽታን ብዓይኒ ስግኣት ምጥማቱ ድማ፡ ወያነ ከም ጽቡቕ ዕድል ወሲዱ ክምዝምዝን ምስ ኣጀንዳኡ ከናብቦን ክኢሉ። ነዚ ነዚ ሓሳብ'ዚ ብጭብጢ ንምስናይ፡ ኣቶ ሰለሞን በርሀ፡ ኑቲ ናይ 30 መስከረም 2020 ምስጢራዊ ሰነድ ወያነ ይጥቅስ። እቲ ሰነድ፡ ጉዳይ ትግራይ ብኩናት ጥራሕ ከም ዝፍታሕ ይገልጽ'ሞ፡ መሓውራት ስሊያን ምክልኻልን ኢትዮጵያ ብናቱ ሰባት ዝተዓብለለ ብምዃኑ መንግስቲ ኣቢይ ብቐሊሉ ክወድቕ ከምዝኽእል መደምደምታ ይህበሉ። እዚ ቅማረ'ዚ፡ ንወያነ ናብ ዕቡድ ስጉምቲ ዘምርሖ ግጉይ ገምጋም ምንባሩ ድማ ኣቶ ሰለሞን የረድእ።

ወያነ "ቃልስና ሓጺርን መሪርን'ዩ። ዓወትና ናይ ግድን እዩ።" ዝብል ግልቡጥ ምጉት ተኸልኪሉ ዝኣተዎ ኩናት፡ ኣብ መጨረሻታ እቲ ውጥንን ክውንነትን ሕቖን ኩብድን እዩ ኮይኑ። ዝርዝር ምዕባሌታት ናይቲ ኩናት፡ ብዕቱብ ትዕዝብቲ ምስ እትምልከቶም፡ ነዚ እምነትን መረዳእታን ኮላሊያም ከምዝብርሁ ኣቶ ሰለሞን ይትንትን። ኩሉ ወያነ ዝወሰዶ ዝነበረ ስጉምቲታት፡ ብዝደጋገሙ ግጉይ ቅማረታትን ብጭኑቕ ፖለቲካዊ ስልትን ዝተነድቀ ምንባሩ ድማ የረድእ። ወያነ ብዓንተቦኡ፡ "ቃልስና ሓጺርን መሪርን'ዩ።" ኢሉ'ዩ ብእዉጅ ነቒሉ። ንነዊሕ ኩናት ክዓልዎ ዘኽእል ስነኣእምሮኣዊ ኣቋውማ ኣይነበሮን። በዚ ስትራተጂ'ዚ ድማ፡ ዘሎ ዓቕሚ ህዝቢ ትግራይ ጸናቒቑ ኣብ ሓዊ ጠቢሱ ኣህሊቕዎ ጥራሕ ዘይኮነስ ንምክልኻል ዝኾና ቁመና እውን ክሳዕ ዝስእን ደረጃ ኣውዲቕዎ፡ ዝበለ ኣቶ ሰለሞን በርሀ፡ ዕቡዳን ወያነን ውጽኢቱን ድሕሪ ምዝርዛር፡ መጻኢ ኣሙቱ'ኸ ናብ ዝብል ዛዕባ ሰጊሩ።

ንኽምዚ ዓይነት ተሃዋሲ ኩነታት ዝጸልዉ ዘቤታውያን ይኹኑ ግዳማውያን ረቛሒታት ብዙሓት ብምዃኖም፡ ብርግጸኛነት ክትዛረብ ኣጸጋሚ'ዩ። ይኹን እምበር ኑቶም ኣብ ባይታ ዝተኸስቱ ጭብጥታት ፍጻሜታት፡ ነጺልካን ኣጣሚርካን ብምትንታን፡ ዝቕጽል ምዕባለታት ምዙን ገምጋም ክግበረሉ ከምዝከኣል ኣቶ ሰለሞን ይገልጽ። "ብፖለቲካዊን ውተሃደራዊን መገዲ ወያነ ምሉእ ብምሉእ ተሳዒሩ'ዩ። ኣብ ውሽጢ ሓደ ዓመት ኣብ ህዝቢ ትግራይ ወሪዱ ዘሎ ማህሰይቲ ብቐሊሉ ዝፍወስ ኣይኮነን። ብሰንኪ ዕቡዳን ወያነ፡ ህዝቢ ትግራይ ምስ ካልኦት ህዝብታት ኢትዮጵያ ብቐንዱ ምስ ኣምሓራን ዓፋርን ብኣጋ ናብ ዘይዳቐስ ዕዳ'ዩ ተሸሚሙ። እዚ ኩነታት'ዚ ኑቲ ፍታሕ ከቢድ ይገብሮ" ድማ ይብል።

እሞ'ኸ መጻኢ ኩነታት ትግራይን ኢትዮጵያን እንታይ'ዩ ክኸውን? ዝብል ሕቶ ክልዓል ትጽቢት ዘይግበረሉ ኣይኮነን። ብመጠን ግዝፊ ናይቲ ሕቶ፡ ንዕኡ ዝምጥን መልሲ ምቕራብ እውን ማዕሪኡ ከቢድ እዩ። ምንጻል ከም ኣማራጺ ምጥማት፡ ብወያነ ኣይሕሰብን እኳ እንተዘይተባህለ፡ ብመንጽር ሕጋዊን ታሪኻዊ መርትዖታትን ሕቶ ግዝኣታዊ ዶብን ብቐሊሉ ዘይውጻእ ዓቐበት እዩ። ስለዚ ህዝቢ ትግራይ ዘለዎ ክውንነታዊ ምርጫ ከም ኢትዮጵያዊ ምቕጻል ጥራይ እዩ። ምስዚ ተፈጢሩ ዘሎ ቅርሕንቲን በሰላን እዚ ምርጫ'ዚ እውን ንባዕሉ ከቢድ እኳ እንተኾነ፡ ኢትዮጵያ፡ "ሃገራዊ ፖለቲካዊ ዕርቂ!" ከም ግድነታዊ ሕርያ ብምውሳድ፡ ብሱልን ተባዕን ስጉምቲ ወሲዳ ካብ ዘለዋ ጸገም ክትገላገል ሓያል ጻዕሪ ከምዝጠልባ ኣረዲኡ።

ዕቡዳን ወያነን ንሱ ዝፈጠሮ ዕንደራን ንዓና ከም ህዝብን ሃገርን ደጊሙ ዝኾልዖን ዘምጽኦ ናይ ሓሳብ ሕጽቦን እውን ካብ'ቲ ኣቶ ሰለሞን ዝጠቐሶ ነጥቢ'ዩ ነይሩ። ኤርትራ ኣብ ህዝብታት ኢትዮጵያ ኣሕዲራቶ ዘላ ጽልዋ፡ በዓልቲ ጅግና ህዝብን ዘይድፈር ሰራዊትን፡ ንጸቕጥታት ዓለም ፍጹም ዘይትምበርከኽ ኣብነታዊት ሃገር ምዃና እዩ። ከም ውጽኢት ናይ'ዚ ልዑላውነት ኤርትራ፡ ድሕሪ ደጊም ብሃለውሳ ኑዳያት ከምዘይቋሰል፡ ኤርትራ ዝነበራ ውተሃደራዊ ስግኣታት ቀንጢጣ ጸግዑ ከም ዘትሓዘቶ ይገልጽ።

ሰፊሕን ዝርዝራውን መግለጺ ኣቶ ሰለሙን በርሀ፡ ብጭብጥታት ዝተሰገደን ኣሙቲ ሓሳባት ዝቕስቅስን'ዩ ነይሩ። ምሉእ ንባብ ናይ'ቲ ዝነበረን ዝቕጽልን ፖለቲካውን ወተሃደራዊን ምዕባሌታት ብዘርኢ መገዲ'ዩ ቀሪቡ። ሕቶታትን መሁብተማ ሓሳባትን ምስ ዓሚቕ መልስታት ተሰንዩ ኑቲ ሃዋሁ ርሱን መቕት ሂብዎ ኣምስዩ። ብናይ ወሃብን ተቐባልን መንፈስ ዘይኮነስ፡ ኩሉ ተመላሊኡ ጥርኑፍ ሓሳብን ንጹር ኣሙትን ኣለልዩ'ዩ ዳዕሮ ዘተ ውዕሉ ኣኺቲሙ።

*ሳሙኤል መንግስትኣብ*

# ፖሊሲ ቋንቋ ኤርትራ ብዙሕነት ቋንቋታትን ህንጸት ሃገርን


## ብዶክቶር ዮናስ መስፍን

**(ኣሶሽይት ፕሮፈሰር ኣብ ኮለጅ ትምህርቲ ቋንቋ)**




ኣብ መብዛሕትኡ ቦታታት ዓለምን ንንውሕ ዝበለ ግዜን ብዙሕነት ቋንቋታትን ህንጸት ሃገርን ብሓደ ክኸይድ ዘይክእል ኮይኑ ክውሰድ ጸኒሑን ኣሎ'ን። ህንጸት ሃገር ምስ'ቲ 'ሓደ-ቋንቋ፡ ሓደ ሃገር' ዝብል ስነ-ሓሳባት ሰለ ዝተኣሳሰረ፡ ኣብ መብዛሕትኡ እዋናት፡ ፖሊሲታት ቋንቋ ሃገራት ንሓደ ቋንቋ ብምሕራይ ከም ወግዓዊ ቋንቋ ምእዋጅን ንምምዕባሉ ዘድሊ ጻጋታት ምምዳብን እቲ ንቡር ኣካይዳ ኮይኑ ጸኒሑን ኣሎ'ን። እዚ ዓይነት ፖሊሲ ንብዙሕነት ቋንቋታት ከም ሽግር ዝርኢ እዩ። ብዙሑነት ንሓድነት ሕዝብታት ዘዳኽምን ንህንጸት ሃገር ዘደናጉይን ጌርካ ይውሰድ። በንጻር ናይ'ዚ፡ ኣብ'ዚ ቀረባ እዋን፡ ብዙሕነት ቋንቋታት ከም ጸጋ ዝርእይን ዘተባብዕን ፖሊሲታት ኣብ ሓድሓደ ቦታታት፡ ኣብ ኤርትራ ወሲኽካ፡ ክቕላቐል ጀሚሩ ኣሎ።

'ብዙሕነት ቋንቋ ብመንጽር ምህናጽ ሃገርነት፡ ንተመኩሮ ዝተፈላለያ ሃገራት ምስ ናይ ኤርትራ እናነጻጸረ ዶክተር ዮናስ መስፍን ኑቲ ሓሳብ ይገልጽ። ንማዕርነት ቋንቋታት ኤርትራ ንምርግጋጽ ዝተሓልፈ ነዊሕ ጉዕዞ፡ ኣካል ሃገራዊ ቃልስና ኮይኑ ኣብ መስርሕ እናበሰለ ዝመጸን ጽኑዕ ሰረት ሒዙ ዝቐጸለን ዘሎ ኮኑትዩ ክብል የብርህ። ዶክተር ዮናስ ንዘልዓሎ ነጥቢ ኣብነት ኣምጺኡ ዝያዳ ንምህብታሙ፡ ኑቲ ክቡር ፕረሲደንት ኢሳይያስ ኣፍወርቂ ኣብ ቀዳማይ ዋዕላ ቋንቋታት ኤርትራ 1996 ዝሃቦ ቃል ይጠቅስ፡ "ኤርትራውያን ከም ቀዳማይ ወይ ካልኣይ ቋንቋ ዝፈልጥዎምን ዝዛረብሎምን ቋንቋታት ብዙሓት እዮም። … ኣብ ውሽጢ ሓደ ብብዝሒ ንእሽቶ ዝኾነ ህዝቢ፡ ከም'ዚ ዝኣመሰለ ብዙሕነት ቋንቋታት ምህላው ዘቢጋግሶ ሓሳባት ከም'ቲ ምብዝሑ'ዩ ክበሃል ይከኣል። ብዙሕነት ሃብትን ምረቓን እዩ። ብግቡእ እንተ ዘይተኣልዩ ግን መርገምውን ክኸውን ይኽእል እዩ። እቲ ሕቶ ናይ ኣተሓሕዛ ጉዳይ'ዩ።"

ብዘይካ'ዚ ኑቲ ብማዕርነት ኩለን ሃገራውያን ቋንቋታት ኣብ ቅድሚ ሕጊ ዘውሓሰ ሃገራዊ ፖሊሲ ኤርትራ፡ ኣካል ኣብ ስርዓተ ትምህርቲ ተሓቝፉ ንኽውሓስን ክምዕበልን ዝዓለመ ኣዋጅ ፖሊሲ ትምህርቲ ኤርትራ ናይ 1991 ብተወሳኺ ዶክተር ዮናስ ይጠቅስ፡ "ምህናጽ ሓድነት ዘለዎ፡ ጽኑዕ፡ ንቕድሚት ዘማዕዱ ሕብረተሰብ።" ዝብል ሕመረት መትከል'ቲ ፖሊሲ ኣልዒሉ ኑቲ ሓሳብ የሁብትሞ። ብተመሳሳሊ ኣገባብ፡ ብዝሑነት ቋንቋታት ኣብ መሪሕበ ብዙሓን ኤርትራን ካልኦት ዓውድታትን ምዕዛብ ይከኣል። ዜጋታት ቋንቋኦምን ባህሎምን ንምዝውታርን ምምዕባልን፡ ኣብ ኩሉ መዳይ ንጥፈታቶም ማዕረ ዕድል ንኽጥቀሙ ዘተባብዕ ባይታ ብዝፈጥር መንፈስ ከም ዝተቓነየ ዶክተር ዮናስ ይገልጽ። ዜጋታት ብቋንቋኦም ኣገልግሎታት ንክረኽቡ ዘኽኣለ መንገዲ ኸኣ ንሱ'ቲ ንማዕርነተን ዘውሓሰ ዱልዱል ባይታ ምዃኑ ኣተሓሒዙ ይጠቅስ።

ነዚ ኣብ ማዕርነት ተሞርኪሱ ሃገራዊ ሓድነት ዝሸስከሰ ፖሊሲ ቋንቋ ኤርትራ፡ ኣብ መስርሕ ምህናጽ ሃገርነት ዝሕዞ ግሉሕ ተራ፡ ምስናይ ሓያሎ ኣብነታቱ ድሕሪ ምትንታን ዶክተር ዮናስ፡ ከም መነጻጸሪ ተመኩሮ ፖሊሲ ገለ ሃገራት ብምልዓል ኑቲ ስእሊ ምዙን ንባብ ከትሕዝ ብዝኽእል ኩርናዕ ብዕምቆትዩ ተንቲንዎ። ንውሑዳት ብብዙሓት ንምዕብላልን ንምውሓጥን ዝኽኣለ ተመኩሮ ፈረንሳ፡ ኣስገዳዲ ፖሊሲ ወግዓዊ ቋንቋ ብዙሓት ሃገራት ኣፍሪቃ ብፍላይ ድሕሪ መግዛእቲ … ወዘተ ከም ኣብነት የልዕል። እዚ ኣኪያይዳ ንብዙሓት ቋንቋታት፡ ግዳይ ዕብለላን ምህሳስ ካብ ባህላዊ ዕቤትን ኣኸቲሉ፣ ንመስርሕ ምህናጽ ሃገርነት ዝበሃል ኣምር ብኣሉታ ክጸልዎ ከም ዝተራእየ ምስናይ ኣብነታቱ ዶክተር ዮናስ ይትንትን።

ብዝሑነት ንቡርን ንዘመናት ዝጸንሐን ተርእዮ እዩ ብምባል ዶክተር ዮናስ፡ ንሰነድ ህዝባዊ ግንባር ናይ 1975 ይጠቅስ፡ "ከም'ቲ ኣብ ሃገርና ኤርትራ ዘሎ ጂኦግራፍያዊ፡ ቁጠባዊ፡ ሃይማኖታዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ቋንቋውን ያታውን ፍልልይ፡ ኣብ ኢትዮጵያን ኣብ ሱዳንን እውን ኣሎ። ብሓጺሩ ከም'ቲ ኣብ ኤርትራ ዘሎ ሕብረተሰባዊ ፍልልይ፡ ኣብ ካልኦት ሃገራት ዘሎ ልሙድን ንቡርን ባህሪ ስለ ዝኾነ፡ ዘሕፍርን ንሓድነት ሓንቲ ኤርትራ ዘሰግእን ኣይኮነን። እቲ ኣውራ ከነስተውዕሎ ዝግባእ ግን ኣብ ሕብረተሰባት ናይ ሓንቲ ሃገር ዝርከብ ዝተፈላለየ ባህልታት፡ ከም ሃይማኖት፡ ቋንቋ ዝኣመሰሉ ንጸላእትን ንኣድሓርሓርትን ናይ ጭኮናን በለጽን መሳርሒ ከኾኑ ከም ዝኽእሉ እዩ።"

ንምሕያልን ንምምዕባልን ቋንቋ፡ ህዝቢ ኤርትራ መሪሕ ውድቡን ኪኖ መብጽዓ ዝሰገረ፡ ተዓቃኒ ንጥፈታት ኣካይዶምን የካይዱ ከም ዘለዉን ካብ ግንዛበ ዝኾነ ዘስተውዕል ስዉር ኣይኮነን። ነዚ ገዚፍ ዕማም ኩሉ ኣእጃሙ ከበርክተሉ ከም ዝግባእ ምዝራብ መዘኻኸሪ ድኣምበር ሓድሽ ሓበሬታ ኣይኮነን። ሞያውያንቲ ዓውዲ ኣብ ነንበይኑ ኢጋጣሚታት ፍልጠቶም ብምክፋል፡ ኣማእዛኒ ሓበሬታ ከስንቑ ይጽሉብ። ሰፊሕን ዝርዝራውን መብርሂ ዶክተር ዮናስ መስፍን ኣብ ዳዕሮ ዘተ ሃማመተኤ በዚ መንጽር ካብ ገዚፍ ዕማም እጃሙ ኣልዒሉ ኣሎ።



# ቅልውላው ዩክሬንን ጽልዋታቱን

ብመንእሰያት ተንተንቲ ዘሚካኤል ገብረክርስቶስን ናሆም ተስፋሚካኤልን
**(ካብ ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ)**

ኣብ 2014 ብጉዳይ ክረምያ ኣብ መንጎ ሩስያን ዩክሬንን ዝተወለዐ ኲናት፡ ጸኒሑ ናብ ምብራቓዊ ክፋል ዩክሬን፡ ዞባ ዶምባስክ (ሉሃንስክን ዶነስክን) ዝለሓመ፡ ድሕሪ’ቲ ክልተ ዓመት ዝወሰደ ደማዊ ኲናትን ገዚፍ ሰብኣውን ንዋታውን ክሳራታት፡ ኣብ 2016 ኣብ መንጎ ክልቲኦን ሃገራት ብዝተበጽሐ ምቍራጽ ተጻብኦታት ክሳብ ምጅማር ናይ’ዚ ሕጂ ኣቲናዮ ዘለና ሓድሽ ዓመት፡ ውሑድ ጥፍኣ ክብል ጸኒሑ። ካብ መጀመርታ ናይ 2022 ጀሚሩ ግን ብኣዝዩ ቁልጡፍ ናህሪ ናብ ዝበኣሰ ጫፍ ጥርዚ ዓሪጉ ይርከብ። ኣብ 1990 እቲ ኣብ መንጎ ኣመሪካ እትመርሖ ኪዳንን ሕብረት-ሶቭየት ተማእኪሎ ደንበን ንከባቢ ፍርቂ ዘመን ዝተኻየደ ዝሑል ኲናት፡ ብዓብላልነት ኣመሪካን ምብትታን ሕብረት ሶቭየትን ስለዝኸተመ፡ ሕብረት-ሶቭየት ተበታቲና ብ15 ልኡላውያን ሃገራት ክትካእ ከላ፡ ኣመሪካ ትቕልሶ ኪዳን ሰሜን ኣትላንቲክ (NATO) ድማ ኪኖ’ቲ ድሮ ኣብ ትሕቲ ጽልዋኡ ዝነበረ ምዕራብን ገለ ክፋል ማእከላይን ኤውሮጳን፡ ናብ ምብራቕ ኤውሮጳ፡ ማለት ናብ’ቲ ቅድሚ ምዝዛም ዝሑል ኲናት ኣባል ሕብረት ሶቭየት ዝነበራ ሃገራት ክስፋሕፍሕ ጀመረ።

ስለ’ዚ እቲ ቀንዲ ጠንቂ ናይ’ዚ ቅልውላው፡ እቲ ንምዝዛም ዝሑል ኲናት ሰዒቡ ዝመጸ ምስፍሕፋሕ ናይ ኪዳን ሰሜን ኣትላንቲክ ናብ ምብራቕ ኤውሮጳን ብወገን ሩስያ (ወራሲት ሕብረት ሶቭየት) ኣብ’ቲ ከባቢ ረብሓን ጸጥታኣን ንምውሓስ እትወስዶም ስጉምትታት ዝፍጥር ግጭት ምዃኑ ይግለጽ። እዚ ጅኦ-ፖለቲካዊ ምቅይያራት ዝወለዶ ክውንነት ንሩስያን ዩክሬንን ጥራይ ዘይኮነ፡ እንተላይ ንኤውሮጳን ሩስያን ከምኡ’ውን ንኣመሪካ ምስ ሩስያ ኣተፋኒኑ ክሳብ ሳልሳይ ኲናት ዓለም ከለዓዕል ከምዝኽእል ብሰፊሑ ይዝረበሉ ኣሎ። ቀንዲ መበገሲ ቅልውላው ዩክሬን ምስ ጸገማት’ታ ሃገር ዝተተሓሓዘ ዘይኮነስ፡ ምስ ጀርመን ብፍላይ ድማ ምስ ምስራሕ ፕሮጀክት መስመር ጋዝ ኖርድ ስትሪም-2 ከምዝተኣሳሰርዩ ዝግለጽ። ኣብ ታሪኽ ምስ እንወከስ፡ ኣመሪካ ኣብ ግዜ ቀዳማይን ካልኣይን ኲናት ዓለም ኣንጻር ጀርመንን ሩስያን ትዋጋእ ምንባራ’ዩ ዝፍለጥ። ምኽንያቱ፡ ኣመሪካ ካብ እዋናት ኲናት ዓለም ጀሚራ ኣብ ኤውሮጳ ዝዓበየ ስግኣታ፡ ኣብ ሞንጎ ሩስያን ጀርመንን ሓድነት ምስ ዝምስረት’ዩ። ዋሽንግተን፡ ነዚ ሓድነት ንኸይሰምር ንዘመናት ክትሰርሓሉ ምጽንሓ ዝፍለጥ እዩ።

ኣሜሪካ ኣብ ምዕራባዊ ገማግም ኤውሮጳ ናይ LNG (Liquefied Natural Gas) ትካላት ክትሃንጽ ጸኒሓ’ያ። እዚ ካብ ኣሜሪካን ቐጠርን LNG ናብ ኤውሮጳ ከእቱ ዓሊሙ ክህነጽ ዝጸንሐ መስመራት፡ ኑቲ ብሩስያን ጀርመንን ክህነጽ ዝጸንሐ መስመር ጋዝ ክትክእ ተባሂሉ’ዩ ተሰሪሕሉ። ኣብ መፈጸምትኡ ድማ ካብ ሩስያ ናብ ኤውሮጳ ዝለኣኽ ጋዝ ናብ ትሕቲ 5% ኩብጽሖ ትጽቢት ዝተገብረሉ’ዩ ነይሩ። ቡቲ ካልእ ሸነኽ ድማ ሩስያ ቀጻሊ ኣብ ሶርያ እትገብሮ ወተሃደራዊ ንጥፈታት ነዚ ካብ ቀጠር ናብ ኤውሮጳ ክዝርጋሕ ዝሕሰብ መስመር ጠጠው ንምባል ምዃኑ ይግለጽ። በዚ ምኽንያት፡ ኣሜሪካውያን ትካላት ጸዓት፡ ምምሕዳር ባይደን ብጉዳይ ዩክሬን ኣመሳሚሉ ሰደድ ጋዝ ካብ ሩስያ ናብ ኤውሮጳ ደው ኩብሎ ክጠልባ ጸኒሐን እየን። ከም ውጽኢቱ ድማ ብቢልዮናት ዶላራት ዝትመን ኩንትራት ሰደድ LNG ተቆሪጸን ይርከባ።

እዚ ፕሮጀክት ኣብ’ዚ ሕጂ እዋን ስርሑ ወዲኡ ንምዕዳል ጋዝ ተዳልዩ’ኳ እንተሃለወ፡ ስርሑ ንኺጅምር ግን ናይ ጀርመን ምሉእ ፍቓድ ከምዝሓትት ይንገር። ናይ ወጻኢ ፖሊሲ ኣመሪካ ካብ መጀመርታኡ ንምስራሕ ናይ’ዚ ፕሮጀክት ብሓጎስ ኣይተቐበሎን። ጀርመን ምስ ሩስያ ክትምስርቶ ትደሊ ቁጠባዊ ዝምድና፡ ኣመሪካውያን ብፍጹም ኣይተቐበልዎን። ቀንዲ ምኽንያት ናይ’ዚ ድማ ብንግዳዊ ዝምድና ጀሚሩ ናብ ካልእ ዝዓበየ ፖለቲካውን ጸጥታውን ዝምድናታት ብምምዕባል፡ ኣብ ሞንጎኦን ምትእምማን ክፍጠር ይኽእል’ዩ ካብ ዝብል ስግኣት ምዃኑ ይግለጽ። ኣመሪካ፡ ኣብ መንጎ ሩስያን ጀርመንን ጽቡቕ ዝምድና እንተተመስሪቱ፡ ምዝርጋሕ ወተሃደራዊ መዓስከራት፡ ምስራሕ ክቡራት ኣጽዋራትን ሚሳይላትን፡ ህላወ ኪዳን ሰሜን ኣትላንቲክ (NATO) ኣብ ኤውሮጳ ከምዝብቕዕ ገይራ’ያ ትርእዮ። ብተወሳኺ ኣመሪካ ንምስራሕ ናይ’ዚ ፕሮጀክት፡ ካብ ሩስያ ሓሊፉ ኣብ መንጎ ኤውሮጳን ኤስያን ዝዓበየ ኣፍደገ (Gateway) ብምኽፋት፡ ኣብ መጻኢ ሓደ ዝዓበየ ናጻ-ዞባን ናይ ሓባር ሓይሊን ብምምስራት ንኣመሪካ ካብ ዓለም ኣግሊሉ ስለዝንጽላ ካብ ዝብል ስግኣት





**ዘሚካኤል ገብረክርስቶስ**



**ናሆም ተስፋሚካኤል**

ብትሪ ትቃወሞ። ብተወሳኺ ኣመሪካ፡ ኣብ መንጎ ጀርመንን ሩስያን ዝፍጠር ዝምድና ኑቲ ን75 ዓመታት ከም እንኮ ቀላሲት ዓለምና ኮይና ክትሰርሓሉ ዝጸንሐት ኣብ'ዚ እዋን ዝሰሓግ ዘሎ ፖሊሲ "ሓደ ቀጽራዊ-ስርዓት" ካብ ዓለምና ጠቕሊሉ ከየጥፍኣ ትሰግእ። ኣመሪካ ነዚ ረብሓ'ዚ ንምሕላው ምጅማር ፕሮጀክት ኖርድ ስትሪም-2 ብምዅላፍ፡ ጀርመን ካብ ዙርያኣ ከይተምልጣ ብምስጋእ ኩሉ ዝከኣላ ሽርሒታት ኣብ ምፍታን ተጸሚዳ ትርከብ።

ሃገራት ምዕራብ እገዳ ከም ፍሹል መሳርሒ ከናት ክጥቀማሉ ጸኒሐንን ኣለዋን። ከም መቕጸልታ ሽርሒታተን፡ ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ኣብ ልዕሊ ሩስያ ከበድቲ ዝበልኦ ማዕቀባት ኣብ ምብያን ይርከባ። ኣመሪካ ምስ መሻርኽታ ሃገራት ኤውሮጳ ኣብ ልዕሊ ሩስያን ቻይናን ተሕልፎ ዝጸንሐት እገዳታት ንናይ ባዕላተን ቁጠባ ካብ ምርማስ ሓሊፉ ካልእ ፍታሕ ከምጽእ ከም ዘይክእል'ዩ ዝንገር። ሃገራት ኤውሮጳ ኣብ ክንዲ ካብ ዙርያ ዶላር ወጺኢ ምስ ዝኾና ሩስያን ቻይናን ሓያል ናይ ንግዲ ዝምድና መስራተን ቁጡብኣን ዘዕብያ፡ ኣብ ፖለቲካዊ ዓንኬል ዋሽንግተን ብምእታው ኣብ ማሕንቖ ናይ ባዕለን እገዳታት ኣትየን ይርከባ። ፕረዚደንት ፑቲን ኑተን ኣብ 2014 ካብ ዩክረይን ባዕላተን ዝተነጸላ ክልተ ዞባታት ከም ናጻ ሃገር ኣፍልጦ ድሕሪ ምሃቡን ሰራዊት ሃገሩ ናብታ ሃገር ድሕሪ ምእታዉን፡ ኣመሪካን ሕብረት ኤውሮጳን መሻርኽተንን ከቢድ ዝበልኦ ማዕቀባት ኣብ ልዕሊ ሩስያ በይነን ይርከባ።

ኣጀንዳ ናይ'ዚ ማዕቀብ፡ ሃገራት ኤውሮጳ ኣብ ትሕቲ ጽላል ንግዲ ኣመሪካ ከምዝእሰራን፡ ሩስያ ካብ ቁጠባ ዓለምና ተነጺላ ንምትራፍን ምዃኑ ዝተፋላለዩ ተንተንቲ ይገልጹ። እዚ እገዳታት "ገረብ ብሓኽላ" ከምዝበሃል፡ ሃገራት ኤውሮጳ ቡቲ ኣብ ልዕሊ ሩስያ ዘሕልፍኦ ዘሎዋ ማዕቀባት ሳዕቤኑ ክይተረድኣን፡ ንናይ ገዛእ ርእሰን ቁጠባ የዳኽማ ምህላወን'ዩ ዝንገር።

ቡቲ ሓደ ወገን ድማ ሩስያውያን፡ ንእገዳታት ሃገራት ምዕራብ ከም "ጉልቡብ ምርቓ" ክጥቀምሉ ጸኒሖም። ምኽንያቱ፡ ነዚ እገዳታት ንምምካትን ንምፍሻልን ናይ ማህዝኑትን ተበላሕትነትን ውሽጣዊ ዓቕሞም ብምዕባይ፡ ኣብ ርእሰ-ምርኮሳ ዝኣምን ሓያል ቑጠባ ንምህናጽ ድርኺት ብምዃኑን፡ ብኣንጻር ቅማረ ምዕራባውያን ይኺይድ ከምዘሎ፡ ኣብ'ዚ ጉዳይ ምርምር ዘካይዱ ጸሓፍቲ ይሕብሩ።

ቀንዲ ዕላማ ፕረዚደንት ባይደን ኣብ'ቲ ዞባ ቅልውላው ፈጢርካ፡ ኑቲ ሩስያ ኣብ ግዜ ምምሕዳር ትራምፕ ካብ ሃገራት ኤውሮጳ ክትከስበሉ ዝጸንሐት ቀኑጠባዊ ዕብየት ከምዝኸሰፍ ብምግባር፡ ኑተን ሃገራት ኣብ ትሕቲ ጽላል ቁጠባ ኣመሪካ ንምእታው ምዃኑ ይግለጽ። ፕረዚደንት ባይደን ነዚ እኪይ ትልሚ ንምስማር ንዩክሬን መጠወሪ ሓገዛት ብምምጽዋት ገንሸል ገይሩ፡ ሃገራት ኤውሮጳን ኔቶን ከም ቀንዲ ደገፍትን ንኹሉ ካብ ሩስያ ክመጽኣ ንዝኽእል ተጸብኦታት ከምዝምክትኦ ብምእማን፡ ንሸነኽታት ዩክረይን ዝበኣሰ መኣዝን ኣትሒዝዎ ይርከብ። ኤውሮጳዊ ሕብረት ድሕሪ ምምጻእ ፕረዚደንት ባይደን፡ ንወጥሪ ሩስያን ዩክሬን ብምጉህሃር ኑቲ ምስ ሩስያ ከካይድኦ ዝጸንሓ ዝምድና ብምሕርፋፍን ኣብ ምስልሳል ፖሊስታት ዋሽንግተን ተጸሚዱ ይርከብ። ከም ውጽኢቱ ድማ ኑቲ ምስ ሩስያ ከካይድኦ ዝጸንሓ ቁጠባዊ ምትሕግጋዝ ብምዝሕታል፡ ኣብ ልዕሊ ሩስያ እገዳታት ከሕልፉ ይረኣዩ ኣለዋ።

እዚ እገዳታት ኑቲ ቻይና ምስ ሃገራት ምዕራብ ከተካይዶ ዝጸንሐት ንግዳዊ ልውውጥ ብኣሉታ ከምዝጸልዎ ይሕበር። ድሮ ኣካል ናይ'ቲ ሓደ ቅናት፡ ሓደ ዕጥቂ (Belt and Road) ፖሊሲ ቻይና ዝኾነ ካብ ምብራቕ ተበጊሱ ብሩስያን ዩክሬንን ኣቢሉ ናብ ምዕራብ ኤውሮጳ ክበጽሕ መደብ ዝነበሮ መጉዲ ባቡር ቀጻልነቱ ኣብ ምልክት ሕቶ ወዲቑ ይርከብ። ካልእ ቻይና ምስ ዩክሬን ዝለዓለ ንግዳዊ ዝምድና ብምህላዋ፡ ኑቲ ምስ ሩስያ ዘለዋ ጽቡቕ ዝምድና ክሓላልኾ ከምዝኽእል ይግለጽ። ቻይና ንወራር ሩስያ ብወግዒ ከም እትድግፍ እንተደኣ ኣፍሊጣ፡ ኑቲ ምስ ሃገራት ኤውሮጳን ኣመሪካን ዘለዋ ንግዳዊ ሽርክነት ኣብ ሓደጋ ከውድቖ ከምዝኽእል'ዩ ዝግመት። ቻይና ነዚ ተኽእሎታት ኣብ ግምት ብምእታው፡ ኑቲ ኣብ'ዚ ቀረባ እዋን ወራር ሩስያ ኣብ ልዕሊ ዩክሬን ንምዅናን ዝተጋብአ ህጹጽ ኣኼባ ባይቶ ጸጥታን ሓፈሻዊ ባይቶን ውድብ ሕቡራት ሃገራት ብድምጺ ተዓቕቦ ክትሰግሮ ከም ዝደረኻ ይትንተን። ብኣንጻሩ ቻይና፡ ኑቲ ብሃገራት ምዕራብ ኣብ ልዕሊ ሩስያ ክሓልፍ ዝጸነሐ በይናዊ እገዳታት ብትሪ ምቅዋማ ይፍለጥ። ምኽንያት ናይ'ዚ ድማ ቻይና ኣብ ልዕሊ ታይዋን ተመሳሳሊ ስጉምቲ ምስ እትወስድ፡ ክስዕባ ካብ ዝኽእል ተጽዕኖታት ኣቐዲማ ንምግትኡ ዝዓለመ ምዃኑ ይትንተን። ቻይና፡ ነዚ ሩስያ ኣብ ልዕሊ ዩክሬን ትወስዶ ዘላ ስጉምቲ ምስ ኮነታት ታይዋን ኣዛሚዳ ትርእዮን ትግምግሞን ከምዘላ'ውን ይግለጽ። በዚ ኮይኑ ቡቲ፡ ሩስያ ነዚ ብድሆታት ንምፍታሕ ምስ ቻይና እትገብሮ ቁጠባዊ ጽምዶ፡ ቁጠባ ቻይና ኣመዝጊብዎ ዘይፈልጥ ቁጠባዊ ዕብየት ከመዝግብ ከምዝኽእል ይእመት።

ዕላማታት ኣሜሪካ ኣብ ስግኣት ዘእተወ ልፍንታዊ ኣካይዳ ሩስያን ቻይናን ከምዚ ዝበለ ዝተወሃሃደ ጸቕጥን ምፍርራሕን ክትዕዘብ ባህርያዊ ዝኾነ ክስተት እዩ። ብዕንደራ ኣሜሪካ ዘይተሃሰየት ሃገር የላን፤ ሃገራት ቀስ ኢለን ዕዮ ገዛአን ከይሰርሓ ንድልየታ ተቐድም ኣሜሪካ ንወጻኢ ፖሊሲኣ ክኽተላ ዝግበር ናይ ኣስገዳድ ፖሊሲ ኣሜሪካ ፈጢርዎ ዘሎ ፖለቲካዊ ዕልቕልቕ ኣበየ ዞባታት ዓለምና ንምርድኡ ዘጸግም ኣይኮነን።

ሩስያ ኣብ 2014 ብጉዳይ ክረሚያ፡ ካብ ሕብረት ኤውሮጳን ኣመሪካን ተሪር ዝኾነ ተቓውሞን ተጸብኦታትን ከም ዝገጠማ ይዝከር። ሩስያ ብሃገራት ምዕራብ ቡብዓይነቱ እገዳታት

ብምሕላፍ ኑቲ ምስተን ሃገራት ከተካይዶ ዝጸንሖት ዲፕሎማስያውን ቁጠባውን ዝምድናታት ብከቢድ ከምዝሃሰዮ ይፍለጥ። ኑቲ ዘጋጠማ ከቢድ ተጽዕኖታት ንምፍኳስ ድማ ልክዕ ከምቲ ምስ ካልኦት ሃገራት ኤስያ፡ ምስ ሃገራት ኣፍሪቃ ዝጸነሓ ዝምድና ካብ ግዜ ናብ ግዜ እንዳሰፈሐ ክመጽእ ጸኒሑ'ዩ። ከም መርኣያኡ ከኣ ኣብ ጥቅምቲ 2019 ናይ መጀመርያ ናይ ሩስያ-ኣፍሪቃ ጉባኤ (Russia-Africa Summit) ኣብ ከተማ ሶቺ፡ ሩስያ ተጋቢኡ።

ጉዳይ ዩክሬን ንፖለቲካዊ፡ ማሕበራዊ፡ ቁጠባውን ጸጥታውን ኹነታት ሃገራት ኣፍሪቃ ክጸልዎ ከምዝኽእል ይግለጽ። እዚ ኩነታት ገና ኣብ ምጅማሩ ስለዘሎ፡ መሉእ ስእሊ ናይ'ቲ ኣብ ልዕሊ ሃገራት ኣፍሪቃ ክኸትሎ ዝኽእል ሳዕቤን ንምግማቱ ኣጸጋሚ'ዩ ዘሎ። ኮይኑ ግን ኣፍሪቃ ብሰንኪ ዘለዋ ድኹም ምሕደራን ትሑት ቁጠባዊ ዕበየትን ከምኡ'ውን ጅኦ-ስትራተጂካዊ ኣገዳስነትን ልክዕ ከምቲ ናይ ዝሓለፈ ኩናት መጋበርያ ወይ መዐንደሪ ናይ'ዚ ብተዘዋዋሪ ኣብ መንጎ ምዕራብን ሩስያን ኣብ ዩክሬን ዝካየድ ዘሎ ኩናት ኪይትኸውን ብዙሕ ስክፍታት ኣሎ።

በቲ ካልእ ወገን ድማ፡ ኣብ እዋን ዝሓለፈ ኩናት ሃገራት ምዕራብን ሕብረት-ሶቭየትን ኣብ ውግእ ቬትናም ተጸሚደን ኣብ ዝነበራሉ፡ ገለ ሃገራት ኤስያ ከም በዓል ህንዲ፡ ቻይናን ኤስያን ታይገርስን ኑቲ ተፈጢሩ ዝነበረ ክፍተት ናብ ረብሓአን ብምልዋጥ ካብ'ቲ ናይ'ተን ሓያላት ሃገራት ኣካይዳ ወጻኢ፡ ብዘጥዕመን መገዲ ብምስዃም ቁጠባዊ ዕበየትን ፖለቲካዊ ሓርነትን ተጓናጺፈንየን። ነዚ ብምዝማድ እዚ ንሃገራት ምዕራብን ሩስያን ኣፋጢጡ ዝርከብ ኩነታት ዩክሬን፡ ሃገራት ኣፍሪቃ በቲ ዝግባእ እንተተጠቒመናሉ፡ ብዘይ ጣልቃ ናይ ሓያላት ሃገራት ንዘጸነሐን ውሽጣውን ዞባውን ጸገማት ባዕለን ንክፈትሐኦ ርሒብ ዕድል ዝፈጥር ኣጋጣሚ'ዩ። ኣፍሪቃ ንዝሓለፈ ሚእቲ ዓመታት ካብ ጣልቃ ሃገራት ምዕራብ ናጻ ኮይና ኣይትፈልጥን። እዚ ኸኣ ሃገራት ኣፍሪቃ ሃገረን ብሕርያአን ከይሃንጻ ዝዓበየ ዕንቅፋት ኮይንወን ጸኒሑ ኣሎ። ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ግን እዘን ዘራእቲ ዕግርግር ዝኾና ሃገራት ምዕራብ፡ ኣብ ጉዳይ ዩክሬን ተጸሚደን ስለዝርከባ፡ እዚ ኣጋጣሚ ብስትራተጂያዊ ኣገባብ እንተተታሒዙ ንሃገራት ኣፍሪቃ ሕርያአን ንኽገብራ ዘኽእል ሓንሳብ ኣብ ታሪኽ ዝርከብ ዕድል'ዩ።

ንኣብነት ቅልውላው ዩክሬን ኣብ ሓጺር ግዜ መዕለቢ እንተዘይ ረኺቡ፡ ብኣንጻሩ ኣብ ኣፍሪቃ ተጽዕኖን ምትእትታውን ናይ ሓያላት ሃገራት እንናደለ ክኸይድ ስለዝኽእል፡ ኣብ ፖለቲካዊ፡ ጸጥታውን ቁጠባውን መዳያት እወንታዊ ለውጢ ክመጽእ ከምዝኽእል'ዩ ዝሕበር። እዚ ሃገራት ኣፍሪቃ ተመሳሳሊ ከምቲ ኤርትራ ካብ ጽባሕ ናጽነታ ጀሚራ ኣብ ሞንጎ ኣፍሪቃውያን ዞባዊ ውህደት ፈጢርካ ቀስ ብቐስ ድማ ናብ ደረጃ ኣህጉር ኣማዕቢልካ፡ ኣፍሪቃ ካብ ተጸጋዕትነትን ምጽወታን ሃገራት ምዕራብን ናጻ ኮይና፡ ኣብ ርእሰ-ምርኮሳ ዝኣምን ቁጠባዊ ስርዓት ብምፍጣር፡ ሓቢረን ኣብ ቁጠባዊ፡ ማሕበራዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ጸጥታውን ድሕነታውን መዳያት ብምትሕግጋዝ፡ መሰረታዊ ለውጢ ንምምጻእ ክሰርሓሉ ኣለዎ ኢሉ ዝጀመሮ ዝጸዓረትሉን ስነ-ሓሳብ፡ ካብ ሕሉፍ ታሪኽን ተኣሪመን ክሰርሓሉ ዝግባእ ዕድል፡ እዋኑ ሕጂ ምኳኑ ነጋሪ ዘየድልዮ ኣይኮነን።

ብሓፈሻ፡ ኣብ ምብራቕ ኤውረጳ ኩናት ብምውላዑ፡ ኤውሮጳ ናብ ክትወጾ ዘይትኽእል ቅልውላው ድሮ ክሸማ ጀሚሩ ኣሎ። ወሰኽ ናይ ጋዝ ጸዓትን ነዳዲ ዘይትን፡ ድሮ ካብቲ ዝጸንሐ ዋጋታት ንላዕሊ ተወንጪፉ ኣሎ። ሩስያ ከም ግብረ መልሲ ናይ'ቲ ብሕብረት ኤውሮጳ ዝብየነላ ዘሎ ቀጻዒ ዝበልኦ ናይ ፊናንሲያውን ቁጠባውን እገዳታት፡ ኑቲ ናብ ሃገራት ኤውሮጳ ክትልእኮ ዝጸንሐት ሰደድ ባህርያዊ ጋዝ ከተቋርጾ ከምትኽእል'ዩ ዝግለጽ ዘሎ። ሩስያ ነዚ ናብ ኤውሮጳ እትልእኾ ባህርያዊ ጋዝ ከም ዓቢ ፖለቲካዊ መሳርሒ ክትጥቀመሉ ምጽንሓ ይፍለጥ። ሩስያ ነዚ ስጉምቲ እንተወሲዳ ሃገራት ኤውሮጳ ብሰንኪ ግጉይ ፖሊሲአን ብኸቢድ ናይ ሕጽረት ጸዓት ቅልውላው ከምዝሳቐያ ይንገር።

ብተወሳኺ፡ ጉዳይ ምምዝባል ስደተኛታት፡ ፋይናንስያዊ ሕጽረት፡ ሽቕሊ፡ ዝሕታለ ወጽኢት ኢንዱስትሪ፡ ፖለቲካውን ቁጠባውን ሓድ-ሕድ ዘይምትእምማን ሃገራት ኤውሮጳ፡ ብሕጂ ዝመጽእ ባርዕ ምኳኑ'ዩ ዝግለጽ ዘሎ። ሃገራት ኤውሮጳ ክትእግድ ከለኻ፡ ንገዛእ ርእሰኻ'ውን ካብ ካልኦት ክትረኽቦ ዝጸናሓካ ኣገልግሎታት ትውግዝ ከምዘለኻ ዘስተውዕላሉ ከምዘይመስላ'ዩ ዝነገር ዘሎ።

እቲ ዝዓበየ ጽልዋ ናይዚ ኩናት፡ ዓለምና ብፍላይ ከኣ ድኻታት ሃገራት ብሕጽረት ምግቢ ክሳቐያ ከምዝኽእላ'ዩ ዝሕበር ዘሎ። እዚ ዝኾነሉ ምኽንያት፡ ሩስያን ዩክሬንን ብሓባር 30% ካብ ምህርቲ ስርናይ ንዓለምና ከቕርባ ብምጽንሐንዮ። ብፍላይ ድማ እዘን ኣብ ዕዳጋታት ሩስያን ዩክሬንን ተመርኩሰን ዝጸንሓ ሃገራት ከቢድ ሓደጋ ናይ ጥሜትን ዓጸቦን ከንጻላልወን ከምዝኽእል ኒወርክ ታይምስ ትሕብር። ካልእ ኣሻቓሊ ኮይኑ ዘሎ ዛዕባ፡ ብሰንኪ'ዚ ኩናት ዝስዕብ ዘሎ ጉዳይ ሰብኣዊ ቅልውላው'ዩ። ግጭት ናይ'ዘን ክልተ ሃገራት በዚ ዘለዎ እንተቐጺሉ፡ ሃገራት ኤውሮጳ ኣብ ታሪኽን ርእየናኦ ብዘይፈልጣ ቁጽሪ ተመዛበልቲ ስደተኛታት ብምዕልቕላቕ፡ ናብ ክጸርኦ ዘይክእላ ቁጠባውን ማሕበራውን ጸገማት ኪቃልዓ ከምዝኽእላ ይእንፈት።

ብምጥቕላል ግን፡ ወጥሪ ዩክረይን፡ ዕበለላን ጂኦፖለቲካዊ ረብሓን ዓብይቲ ሓይልታት ዝወለዶ ሳዕቤን ብምኳኑ፡ ኣብ ዝሓጸረ ግዜ መፍትሒ ክግበረሉ ዘሎ ተኽእሎ ኣዝዩ ምህሙንዩ። ከም ሳዕቤኑ ድማ ኣብ ቁጠባዊ፡ ፖለቲካውን ማሕበራውን መዳያት ናይ ሃገራት ዓለም ከቢድ ስምብራት ክገድፍ ከምዝኽእል ይግምገም።



ጉዳያት

# ዓለም፡ ናብ ሓደ ዝዓንተራ'ዶ ናብ ብዙሕነት?

ዓለምና ድሕሪ ምዝዛም ካልኣይ ኲናት ዓለም 1945 ክሳብ መወዳእታ 1980ታት፡ "ዝሑል ኲናት" ተባሂሉ ብዝፍለጥ መድረኽ እያ ሓሊፉ። ብሶቭየት ሕብረት ዝምራሕ፡ ማሕበርነታዊ ደምበ፡ ምስ'ቲ ብኣመሪካ ዝምራሕ ምዕራባዊ ደምበ፡ ብጽምዲ ኣቓውማ ተተፋኒኑ፡ ክልተ ቁጥባዊ (Bi-pollar) ዓለማዊ ስርዓት ብምቛም፡ ሓደ ነቲ ሓደ ከዳኽምን ክስዕርን ጽልዋታቱ ከስፍሕን ኣብ ውድድር ተሸሚምሉ ዝነበረ እዋን ድማ እዩ።

እቲ ሽዑ ዝነበረ ውድድር ዝበዝሕ ግዜ ሰላማዊ ብምንባሩ እቲ መድረኽ "ዝሑል ኲናት" ተባሂሉ ይጸዋዕ እምበር፡ እቲ ውድድር ኩሉ ሳዕ ሰላማዊ ኣይነበረን። ሓሓሊፉ ናብ ኲናትን ግጭታትን ዝዓርገሉ እዋናት ነይሩ እዩ። ውግእ ቬትናም፡ ኮርያ ወዘተ. ከም ኣብነት ምጥቃስ ይከኣል። ስለዚ ከምቲ ናይ ካልኣይ ኲናት ዓለም፡ ኣህጉራዊ መልክዕ ዝሓዘ ሰፊሕ ኲናት ኣይከሰት እምበር፡ ኣብ ገለ ብቐጥታዊ ምትእትታው፡ ኣብ ገለ ድማ ብውክልና ውግእ ክልቲኡ ደምበታት ቀጻሊ እዩ ነይሩ።

ኣብ መወዳእታ 1989፡ ሕብረት-ሶቭየት ብውሽጣዊ ረቛሒታት ተዳኺማ፡ ፌደራላዊ ጥምረታ ፈሪሱ፡ ናብ ምብትታን ምስ ኣምርሐት፡ ምዕራባዊ ዓለም ካብቲ ናይ ኣስታት 45 ዓመታት ውድድር ተዓዊቱ ዝወጸ መሲሉ ተራእዩ ነይሩ። ሽዑ፡ ሓደ ካብ ፍሉጣት ተጣበቕቲ ስነ-ሓሳብ ምዕራባዊ ዓለም፡ ፍራንሲስ ፍኩያማ፡ እቲ ዝነበረ ውድድር ብዓወት ርእሰማላዊ ስነ-ሓሳብ ከምእተደምደመን ርእሰማልነት መተካእታ ዘይብሉ ስነሓሳብ ምዃኑ ብተግባር ከምእተረጋገጸን ብምትንታን፡ ነቲ ሓድሽ ዓለማዊ ኩነት "መወዳእታ ናይ ታሪኽ" ክብል ገሊጽዎ። ቀዳማይ ሚኒስተር ፈረንሳ ዝነበረ ሀዩበርት ቨድሪን ከኣ፡ "ሓደ ፍሉጥ ባህሪ ናይዚ ሕጂ ዘለናዮ ዓለም፣ ኣመሪካ መወዳድርቲ ኣልቦ ሓይሊ (Hyper-Power) ኮይና ምህላዋ እዩ" ክብል ተዛሪቡ።

እቲ ኣብ 1989 ዘጋጠመ ፍጻመ (ምብትታን ፌደራላዊ ጥምረት ሕብረት ሶቭየት)፡ ብርድኢት ብዙሓት ልሂቃን ምዕራብ፡ ምውዳእ ዝሑል ኲናት ጥራሕ ኣይነበረን። ምብቃዕ ናይቲ ዝነበረ ሚዛን ወተሃደራዊን ቁጠባዊን ሓይሊ'ውን እዩ ነይሩ። ላዕለዋይ በዓል ስልጣን ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ ኣመሪካ ዝነበረ ጆሰፍ ናይ፣ "ድሕሪ እምብራጦርያ ሮማ፡ ኣብ ዓለምና ከምዚ ናይ ሎሚ ገይራ ሓንቲ ሃገር ዝዓበለልትሉ እዋን የለን" ድሕሪ ምባል፡ ኣመሪካ ንመላእ ዓለም ኣሳፊሓን ተኣማሚናን ከምዝሓዘቶ፡ ንንግዲን መራኽቢ.ታትን ዓለም ከምዝበሓተቶ፡ ቀኑጠባኣ ንግዚኡ ኣብ ቅልውላው እውን ዝርከብ እንተኾነ፡ መስርሕ ግሎባውነትን ዕዳጋታት ገንዘብን ምስ ትካላት ፋይናንስ ኣመሪካ ጽኑዕ ምትእስሳር ስለዘለዎ፡ ብቑጠባ ዝወዳደራ ሓይሊ ከምዘይህሉ፡ ወተሃደራዊ ሓይላ እውን ድሕሪ ደጊም መዳርግቲ ከምዘይርከቦ ተነብዩ ነይሩ።

እንተኾነ እዚ መግለጺ'ዚ፡ ምስቲ ስዒቡ ዝተራእየ ኣንፈት ብምንጽጻር፡ ንሓይሊ ኣመሪካ እምብዛ ዘጋነነ'ዩ ነይሩ ክበሃል ይከኣል። ብርግጽ ድማ፡ ብክውንነታዊ ኣተሓሳስባ፡ ኣብዚ ህልው ዓለም፡ ዕብለላ ኣመሪካ ከም እምበራጦርያ ሮማ ንነዊሕ እዋን ክቕጽል ምሕሳብ የዋህነት ጥራይ እዩ ነይሩ። ምኽንያቱ ናይ ሎሚ ዓለም ከም ናይ ቀደም ብዘገምታ ትጓዓዝ፡ ፍልጠትን ዓቕሚን ብውሑዳት ዝተሓዝኣላ ዓለም ኣይኮነትን። ኣብ ኣዝዩ ቅልጡፍ መስርሕ ለውጢን ምቅይያርን እትርከብ ዓለም እያ። ስለዚ ድማ፡ ኣመሪካ፡ ብሓንቲ ሓዳስ እትቕልቀል ካልእ ሓያል ሃገር፣ ወይ እውን ብ'ኸም ሩስያን ቻይናን ዝኣመሰላ፡ ንግዚኡ ተዳኺመን ወይ ደቂሰን ዝጸንሓ ዓርሞሾሽ ሃገራት ክትዕብለል ተኽእሎ ከምዘሎ፡ ዛይዳት ምዕራብ ዝዘንግዕዎ ይመስሉ። ካብ ጥንቲ ዝጸንሐ ሓደ ሓቂ ድማ ኣሎ። ከምዚ ዝኣመሰለ ዕብለላ ኣብ ዘጋጥመሉ ካልኦት ሃገራትን ህዝብታትን እንተ ብተናጸል እንተ ጥምረት ፈጢሮም፡ ተመጣጣኒ ሚዛን ሓይሊ ንኽህልዎም ኪቃለሱ ባህርያዊ እዩ።

ኣብዚ ዝሓለፈ 30 ዓመታት፡ ኣመሪካን ሰዓብታን፡ ነዚ ሓቂ'ዚ ከየናፈሰዘቡ፡ ኣመና ስሱዕን ህሩፉን ውጥን ሒዞም፡ ፍትሓዊ ረብሓታት ካልኦት ሃገራት ብዙሕ ዋጋ ከይሃቡ፣ ኣብ ክንዲ ፍኹስ ዝበለን ስቱርን ሓይሊን ሜላታትን፣ ቅሉዕን ጎነጻዊን ሓይሊ እናተጠቕሙ፡ ንኣህጉራውያን ትካላት ከም መጋበርያ ተቖጻጺሮም፡ ከም ድላዮም ውሳነታት እናሕለፉ፡ ብናቶም ረብሓን ስነ-ሓሳብን ዝምእዘን እንኮ ቀጽራዊ ዓለም ንምፍጣር እዮም ክጓየዩ ጸኒሖም። ሕልሚን ክውንነትን ግን

በበይኑ እዩ። ዓለም ናታ ዳይናሚዝም ኣለዋ። እንሆ ድማ፡ እቲ ሕልሚ ክበንን ነዊሕ ግዜ ኣይወሰደን።

ሰለጢን ኣመሪካ "ደጊም ዓለም ኣብ ትሕቲ ቀኑጽጽርና እያ። ብቑጠባ፡ ብቴክኖሎጂ፡ ብወተሃደራዊ ጸብለልትነት ዝወዳደረና ኣይክህሉንዩ!" እናበሉ ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ዓለም ከካይድዎ ዝጸንሑ ዕንደራታት፡ ከምቲ ባህንም ሓደ ቁጥባዊ ዓለም ከረጋግጽ ኣይከኣለን። ነታ "ቀዳመይቲ ተወዳዳሪት ክትኮነና ትኽእል'ያ" ዝተባህለት ሩስያ ንምድራት፡ ኔቶ ቀስ ብቐስ ጽልዋታቱ እናስፍሐ ብምኻድ፡ ንሩሲያ ኣብ መጻብበ ንምሓዝ ዘካየዶ ፈተነ፡ ፋይዳ ኣይተረኽቦን ጥራይ ዘይኮነ ኣብ መወዳእታ ከቢድ ዓለማዊ ስግኣት እዩ ፈጢሩ። ኲናት ዩክረይን ውጽኢት ናይዚ ግጉይ ፖሊስን ዘይክውንነታዊ ባህጊን ምዕራባውያን እዩ።

ገለ ውሑዳት ጉዳይምን ብሱላትን ክኢላታት ፖሊሲ ወጻኢ ዝምድናታት ኣመሪካ፡ ድሕሪ ምብትታን ሕብረት ሶቭየት ኔቶ ዘስፋሕፋሓሉ ምኽንያት ከምዘየለን ከምኡ ዓይነት ስጉምቲ ሓደገኛ መዘዝ ከምጽእ ከምዝኽእል የጠንቀቑ ነይሮም እዮም። ኣብ ግዜ ዝሑል ኲናት ካብቶም ቀንዲ ጸረ-ዴስነት ምንባሩ ዝፍለጥን ክኢላ ፖለቲከኛ ምኳኑ ዝንገረሉን ጆርጅ ኬናን "ድሕሪ ዝሑል ኲናት ኔቶ ዝገብሮ ምስፍሕፋሕ፡ መዳርግቲ ዘይብሉ ሓደገኛ መዘዝ ዘስዕብ ስትራተጅያዊ ጌጋ" ምኳኑ ይገልጽ ምንባሩ ምንጭታት ይሕብሩ። ኣብ 2008፡ ኔቶ ኣባላት ፈደረሽን ሕብረት ሶቭየት ንዝነበራ ጆርጂያን ዩክረይንን ኣባላቱ ክገብረን መደብ ከምዘለዎ ምስ ተቓልሐ ድማ፡ ኣካያዲ ስራሕ ወኪል ስለያ ኣመሪካን (ሲኣይኤ) ኣምባሳደር ኣመሪካ ኣብ ሩስያን ዝነበረ ዊልያም በርንስ፡ ከምዚ ዓይነት ምምጥጣር ሓደገኛ ምኳኑ ገሊጹ ነይሩ። እዚ ሕጂ ተወሊዑ ዘሎ ኲናት ዩክረይን ቅድሚ ምጅማሩ ኣብ ዝነበረ ቅንያት እውን፡ ኣብ ሕብረት ሶቭየት ናይ መወዳእታ ኣምባሳደር ዝነበረ ጃክ ማትሎክ "ኔቶ ክሳፍሕ እንተዘይፍትን ነይሩ፡ እዚ ሕጂ ዝረአ ዘሎ ቅልውላው ኣይምተፈጥረን" ክብል ጽሒፉ ነይሩ። እዚ ቅኑዕ ገምጋምን ሓሳባን ግን፡ ምስቲ ህሩፍ ሕልሚ ዛይዳት ኣመሪካ እናተራጸመ ሰማዒ ኣይረኸበን።

ወተሃደራዊ ውጥን ዕብለላ ዘጋጠሞ ፍሽለትን ከቢድ ሳዕቤናቱን ርኢና። ኣብ ውጥን ቁጠባዊ ዕብለላ እንተመጺና እውን፡ ክኢላታት ቁጠባ ምዕራብ፡ "ቻይናውያን ናይ ምህዞን ፈጠራን ዓቕሚ የብሎምን፡ ጉልበት ግን ኣለዎም፡ በዚ ድማ፡ ንቻይና ከም መመስርሒ መኪና ቁጠባዊ ዕብለላ ክንጥቀመላ ንኽእል ኢና" ኢሎ ዝሃቀንዎ ጸወታ፣ ድሕሪ 30 ዓመታት ዝተሓፍሶ ውጽኢት ካብ ትጽቢት ወጻኢ ኣዝዩ ኣሰንባዲ እዩ። ኣፍራይነትን ዕዳጋን ቻይና ኣብይ ደረጃ በጺሑ ከምዘሎ ዓለም ብዓለሙ ብጋህዲ ዝዕዘቦ ዘሎ እዩ። ብኣንጻሩ ቁጠባ ምዕራባዊ ዓለም ክሳብ ክንደይ ንቑልቁል ኣንፊቱ ከምዘሎ፡ ሚዛን ፍርያትን ውህሉል ዕዳን ኣመሪካን ቻይናን ጉሉሕ መነጻጸሪ እዩ። እቲ ኰነታት ካብዚ ናበይ ገጹ ከምርሕ ከምዝኽእል ንምግምጋሙ ድማ ኣየጸግምን።

እዚ ዝተጠቐሰ ተርእዮታት፡ ሰብ ፍሉይ-ረብሓ ኣመሪካ ከንግስዎ ናይ ዝህቅኑ "እንኮ ቀኑጥባዊ ዓለማዊ ስርዓት" ምልክታት ፍሽለትን ውድቀትን እዩ።

ብዞባታትን ክፍለ-ዞባታትን እንተተዓዘብና እውን ንዓለም ኣብ ከባቢታት ጽልዋ (spheres of influence) ጕዛዚና፣ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ከባቢ "መልሕቕ" ማለት ወኪላት ሰዪምና፣ ወይ ድማ ከባቢያዊ "ኪዳናት" ኣቑምና፡ ክንቆጻጸራ ንኽእል ኢና ኢሎም ዘካየድዎ ህቀናታት፡ ኣብ ከመይ ዝበለ ኵነት ከምዝርከብ ንምርኣይ፡ ብቐረባ ንነደቦና ክንዕዘብ ንኽእል ኢና።

ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ንኢትዮጵያ ከም "መልሕቕ" ወሲዶም፣ ንወያነ ከም መቐጸልታ ዝሓለፉ ስርዓታት ኢትዮጵያ ኣሰዊዶም፣ ንኤርትራ ግዳይ ብምግባር ዕብለላኦም ንምርግጋጽ፣ ኣብዚ ዝሓለፈ 30 ዓመታት ዘካየድዎ ከንቱ ህቀናታት. . ኣብ ኢትዮጵያ ኣኸቲሉዎ ዘሎ ቅልውላው ባዕሉ ኣፍ ኣውጺኡ ይዛረብ እዩ። ኣብ ሶማል፡ ደቡብ ሱዳን፡ ሱዳን፡ የመን፡ ሊብያ፡ ዒራቕን ሶርያን ዘሎ ኵነታት ይኹን፡ ናይ ኣፍጋኒስታን ቅልውላው እውን ካልእ ርኡይ ኣብነታት ናይቲ ፍሽለት እዩ።

ውጥን ምስረታ እንኮ ቀኑጥባዊ ዓለም እምበኣር፡ ፍሽለቱ ብብዙሕ መዳያት ተጋሂዱ ኣሎ። ድሕሪ ደጊም ዓለም ሓደ ዝዓንተራ ኮይና ክትቅጽል ከምዘይኽእል ፍሉጥ እዩ። እቲ ዝመጽእ ዓለማዊ ስርዓት ወይ ኣቋውማ ሚዛን ወተሃደራዊን ቁጠባዊን ሓይሊ እንታይ ክኸውን እዩ፡ ካብ ሕጂ ከምዚ'ዩ ክኸውን ኢልካ ብልክዕ ምትንባዩ ኣይክኣልን ይኸውን። ግን ናብ ብዙሕነት ምኳኑ ኣየማትእን።



# ቀርኒ ኣፍሪቃ
# ድሕሪ ዝበርዓነ ውጥን

ኣብ ሕዳር 2020፡ ወያነ ኣብ ልዕሊ ፈደራላዊ ሰራዊት ኢትዮጵያ “በርቃዊ መጥቃዕቲ” ኢሉ ዝሰመዮ ናይ ቃጻ መጥቃዕቲ ድሕሪ ምፍጻሙ፡ ኣብዚ ዝሓለፈ ኣስታት ዓመትን መንፈቕን፡ ኣብ ኢትዮጵያ ብፍላይ ድማ ኣብ ክልላት ትግራይ፡ ኣምሓራን ዓፋርን ወሪዱ ዘሎ ሰብኣዊን ንዋታዊን ዕንወት እምብዛ ከቢድን ዘሕዝንን እዩ።

ከምዝፍለጥ፡ ኣብ ሓምለ 2018፡ መራሕቲ ኤርትራን ኢትዮጵያን፡ ኣብ መንጎ ክልቲኤን ሃገራት ን20 ዓመታት ዝጸንሐ ኩነተ-ተጻብኦ ከብቅዕ 5 ዓምድታት ዘለዎ፡ **ኣዋጅ ሰላምን ምሕዝነትን ኣስመራ** ድሕሪ ምኽታሞም ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ኣዝዩ ትስፉው ሃዋህው ተፈጢሩ ነይሩ'ዩ። ብርግጽ ድማ ሰላም ዘይደሊን ካብ ሰላም ዘይረብሕን ህዝቢ የለን። እቲ ብኣገዛዝኣ ወያነ ምሒር ዝተዳህከ ህዝቢ ትግራይ'ውን እንተኾነ፡ ከም ኣካል ህዝቢ ኢትዮጵያ፡ ካብቲ ምስ ኤርትራ ዝተፈጥረ ሰላም ብዙሕ ክረብሕ ልዑል ተስፋ ኣሕዲሩ ነይሩ እዩ።

እሞ'ኸ ድኣ ነዚ ትስፉው ሃዋሃው ዝዘርግ ውግእ ከመይ ኢሉ መጺኡ? ነዚ ትጽቢት ዘይተገብረሉ ግጭት ዝደረኸ ኮነት ብልክዕ እንታይ'ዩ? ውሽጣዊ ኩነታት ኢትዮጵያ ወይስ ግዳማዊ ዛዕባ? ድሕሪ'ዚ ዘሕዝን ዕንወትን ክሳራን'ከ ዘባና ናበይ ገጹ ይኸውን? ዝብል ሕቶታት ኣልዒልካ ሕጽር ዝበለ ትንታነ ምቕራብ፡ ኣመለኻኽታ ህዝብና ብሓፈሻ ኣመለኻኽታ መንእሰያት ድማ ብፍላይ ንምስማር፡ ኣዝዩ ኣገዳሲ መድረኻዊ ዛዕባ እዩ።

ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ፡ ድሕሪ ምኽታም ኣዋጅ ሰላምን ምሕዝነትን ኤርትራን ኢትዮጵያን ኣብ ዝካየዶ ቃለ-መሕትት፡ ጠንቂ ናይቲ ዕድል ወለዶታት ዘኽሰረ ናይ 80 ዓመት ኩነተ-ተጻብኦ፡ ብቐንዱ ኣብ ዘመነ ዝሑል ኩናት ድሕሪኡን፡ ብመገዲ መጋበርያ ስርዓታት ኢትዮጵያ (ካብ ሃይለስላሰ ክሳብ ወያነ) ዝተሰርሓሉ ግሎባዊ ስትራተጂ ርእሰ ሓያላን ምኳኑ ጠቒሱ፡ ድሕሪ ነዊሕን ዘሕዘንን ምዕራፋት ታሪኽ፡ ዘባና ናብ ሓድሽ መድረኽ ዝተሰጋገረ፡ ብቐንዱ ሱር ናይቲ ሽግር (ግሎባዊ ስትራተጂ) ብፍሽለት ስለዘብቀዐን ኣብቶም ግዳይ ናይዚ ፖሊሲ'ዚ ዝኾኑ ህዝብታት ኩኹስኩስ ዝጸንሐ ንቕሓት እናበረኸ ስለዝመጸን ምኳኑ፡ ሰፊሕ መረዳእታ ሂቡሉ ነይሩ።

ደድሕሪ'ዚ ታሪኻዊ ስምምዕ ኤርትራን ኢትዮጵያን፡ መራሕቲ ሃገራት ኤርትራ፡ ኢትዮጵያን ሶማልያን ኣብ ኣስመራ ተራኺቦም፡ ንኣጠቓላሊ ዘባዊ ምትሕብባር ስሉሳዊ ኣዋጅ ምኽታሞም ኣይርሳዕን። እቲ ተበግሶ ኣብ ሰለስቲኤን ሃገራት ከይተሓጽረ ንካልኦት ሃገራት ናይዚ ጎደቦ ክጽንበር እውን ናይ ብዙሓት ደለይቲ ሰላምን ምትሕብባርን ትጽቢት እዩ ነይሩ።

የግዳስ፡ እዚ ምዕባለታት'ዚ ንኹሉ ወገን ዘሐጉስ ኣይነበረን። እቶም ብምልዕዓል ህዝቢ ካብ መንበረ ስልጣን ዝተዓልዉ መራሕቲ ወያነ ጥራይ ዘይኮኑ፡ ካልኦት ረብሓኦም ዝተተንከፈ ዝመሰሎም ሓይልታት እውን በቲ ኩነታት ተሰናቢዶም እዮም።

ፍሉይ ልኡኽ ሕብረት ኤውሮጳ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ዝነበረ ኣለክሳንደር ሮንዶስ፡ ኣብዚ ቀረባ እዋናት፡ ኣብ ሓደ ፍሉጥ ጋዜጣ፡ ከምዚ ክብል ምዕራባውያን በቲ ሓድሽ ምዕባለ ዝሓደሮም ስግኣት ኣነጺሩዎ ኣሎ።

***“ናይ ወያነ ወተሃደራዊ ዓቕሚ ናብ ቀደሙ ተመሊሱ፡ ኣብ ኢትዮጵያ መሰጋገሪ መንግስቲ ክሳብ ዘይቖመ፡ ኤርትራ፡ ኢትዮጵያን ሶማልን ፈጢሮም ዘለዉ ኪዳን ደልዲሉ፡ ንምብራቓዊ ገማግም ቀርኒ ኣፍሪቃ ክቆጻጸሮ ተኽእሎ ኣሎ።”***

ብ10 ታሕሳስ 2021፡ ጌታቸው ረዳ ዝተባህለ፡ ሓደ ካብ መራሕቲ ጃንዳ ወያነ፡ ኣብ ማዕከን ዜና ናይ'ቲ ክልል፡ መደብ ቋንቋ ትግርኛ ቀሪቡ፡ ኣመሪካውያን፡ ወያነ ካብ ትግራይ ወጺኡ ነቲ ውግእ ናብ ካልኦት ከባቢታት ከልሕሞን ኣዲስ ኣበባ ብምእታው ምስ ካልኦት ሰልፈታት ልፍንቲ ክፈጥርን ይድርኾዎም ምንባሮም ብምግላጽ፡ ነቲ ብህልቂት ህዝቢ ትግራይ ዝተሃቀነ ዕቡድ ወተሃደራዊ ዕንደራ፡ ብድሕሪት ኮይኖም ዝድፍእዎ ዝነበሩ ወገናት መን ምኳኖም ግርም ገይሩ ኣቃሊዑዎ እዩ። እቲ ኣፈኛ፡ ጃንዳ ወያነ፡ ንባዕሉ ግዳይ ናይ'ቲ ዕላማኡ ብዙሕ ንጹር ዘይኮነ፡ ብቡራኬ ኣመሪካን ኤውሪጳን ተደፊኡ ዝፈጸሞ፡ ፋይዳ ዘይተረኽቦ ዕንደራ ከምዝኾነ፡ ንህዝቢ ትግራይ ከእምን'ዩ ፈቲኑ።

ብዘይካ'ዚ፡- ቀቅድሚ ግጭት ትግራይ፡ ማለት ብ30 መስከረም 2020 ዝተዳለወ ምስጢራዊ ሰነድ ወያነ፡ ምዕራባውያን ናይ ቻይና ጽልዋ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ሻቕሎት ፈጢሩሎም ምህላው፡ ምስ ግዜ ድማ ኣብ ምእዙዝነት ሓድሽ ፈደራላዊ መንግስቲ ኢትዮጵያ ምትእምማን ስለዘጉደሉ፡ ኣማራጺ ከናድዩ ተገዲዶም ከምዘለዉ ጠቒሱ፡ ወያነ ነዚ ኩነታት'ዚ መዝሚዙ፡ ምስ ምዕራባውያን ጥቡቕ ምትእስሳር ፈጢሩ ከምዘሎ ይገልጽ።

መራሕቲ ወያነ እምበኣር፡ ብፍቓድን ኣይዞኑትን ምዕራባውያን ነቲ ግጭት ከምዝወልዕዎ ካብዚ ጭብጢታት'ዚ ርዱእ እዩ። ወያነ ነዚ ክውንነት ዘየገናዝብ፡ ናይ ተብተብ ተልእኾ ሒዙ፡ ንህዝቢ ትግራይ

ለኪሙ ኣብ ዓዘቕቲ ምስ ተሸመመ፡ ምዕራባውያን ንተዓዛቢ ብዘርመመ መገዲ ከዕብድብዱ ዝተራእዩ እምበኣር ብዘይ ምኽንያት ኣይኮነን።

እቲ ብማዕከናት ዜና ምዕራብ፡ ካብ መጀመርታ ናይቲ ግጭት ጀሚሩ፡ ብጻዕቂን ብዝተወሃሃደን ኣገባብ፡ ዚጋዋሕ ዝነበረ፡ ኣብ ትግራይ ተፈጺሙ ዝበሃል ህልቂት፡ ናይ ኲናት ገበን፡ ፅንወትን ዘረፋን፡ ጾታዊ ዓመጽ፡ ጥሜት ከም መሳርሒ ኲናት ምጥቃም፡ ምዕናው መዓስከራት ስደተኛታት ወዘተ. ዘርእስቱ በብዓይነቱ ናይ ምስይጣን ዘመተን ብተጣበቕቲ ሰብኣዊ መሰላት ኢና ዝብላ ትካላት ዝቐርብ ዝነበረ ሓቅነት ዘይብሉ ክሲታትን ከኣ፡ ብቐንዱ ነዚ ዓቢ ገበንዚ ንምኽዋል ዝፍትን መህውተቲ የዋሃት ዘመተ እዩ ነይሩ።

ምዕራባውያን ድሕሪ ፍሽለት ናይቲ ዝተሃቀነ ዕንደራ፡ ዝያዳ ኹሉ ዘሻቐሎም ጉዳይ እንተነይሩ፡ ጀማሪ ኲናት መን'ዩ? ደራኺ'ኸ? በቲ ወሪዱ ዘሎ ዝኼፍ ህልቂትን ፅንወትን'ከ ተሓታቲ መን'ዩ? ዝብል ስዒቡ ክመጽእ ዝኽእል ሕቶ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ገበናዊ ውጥኖም ንምኽዋልን ካብ ተሓታትነት ንምህዳምን፡ ግጭት ትግራይ፡ ብ3 ሕዳር 2020 ዝጀመረ ዘይኮነ፡ መንግስታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ቅድሚኡ ንነዊሕ እዋን ዝተዳለውሉ ኲናት ምዃኑን ባዕላቶም ከምዝጀመርዎን ዘእምን ልቢ-ወለድ ዛንታ እናፈጠሩ ንማሕበረሰብ ዓለም ከደናግሩ ዝከኣሎም ጽዒሮም። በተን መጋበርያኦም ዝኾና ሚድያታት፡ ተጣበቕቲ ሰብኣዊ መሰል ትካላት፡ ናይ ሓሶት ጽብጻባትን ትንታነታትን እናፈነዉ ከኣ ነቲ ፍሉጥ ሓቂ ከዕብልኹ ብዙሕ ሃሊኾም። ግን ኩሉ መናፍሕ፡ ነቲ ከም ጸሓይ ዝምድማቑ ሓቂ ክኸውል ዝኽእል ኣይነበረን።

ንወያነመጋበርያተጠቒምካመንኩርኵር ታሪኽ ንድሕሪት ንምምላስ ዝተሃቀነ ናይዚ ዝሓለፈ ዓመትን መንፈቕን፡ ናይ ቅብጸት ዕንደራ፡ ምሉእ ብምሉእ ምፍሻሉ ተረጋጊጹ እዩ። ነቲ ብምልዕዓል ህዝቢ ኢትዮጵያ ዝመጸ ለውጢ ቀልቢስካ፡ ንወያነን ካልኦት መጋበርያ ምዕራብ ወገናትን ናብ ስልጣን ምምጻእ ኣይተኻእለን። ወያነ፡ ናብ ዝተሓተ ደረጃ ድቀት ወሪዱ፡ ዳግማይ ዓቢ ስግኣት ኣብ ዘይኮነሉ ኩነት ይርከብ።

የግዳስ እቲ ዓቢ ውጥን እኳ እንተበርዓነ፡ እቲ ዝተፈጸመ ናይ ቅብጸት ዕንደራ ሓዲጉዎ ዘሎ በሰላ ብቐሊል ዝፍወስ ኣይኮነን። ኢትዮጵያ፡ ብሓደገ ናይዚ ዕንደራ'ዚ ኣብ ከቢድ ፖለቲካዊ፡ ጸጥታዊን ቁጠባዊን ጸገማት ክትኣቱ ተደሪኻ ኣላ። ውጥኖም ዝበርዓኖም ምዕራባውያን ከኣ፡ ኣብ ልዕሊ ኤርትራን ኢትዮጵያን ኩሉ ክጉብርዎ ዝኽእሉ ጸቕጢታት ካብ ምግባር ገና ዓዲ ኣይወዓሉን።

ከም ሳዕቤን ናይዚ ዝበርዓነ ውጥን፡ እቲ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ተኸሲቱ ዝነበረ ትስፉው ሃዋህው ጸልሚቱ እኳ እንተዘይተባህለ፡ ግስጋሰኡ ተጎቲቱ ከምዘሎ ርኡይ እዩ። እቲ ብዝተፈላለየ መልክዕ ዝቕጽል ዘሎ ጸቕጢታት ከኣ፡ ኩነታት ቀልጢፉ ናብ ንቡር ክይምለስ ንግዜኡ ዕንቅፋት ምዃኑ ኣይተርፍን።

ቀርኒ ኣፍሪቃ እምበኣር፡ ሕጂ እውን ኣብ ኣዝዩ ፈታኒ መድረኽ'ዩ ዝርከብ። ግን ምስ ብሩህ ተስፋኡ። ነዚ ዘሎ ተረፍ መረፍ ብድሆታት ጸግዑ ኣትሒዝካ፡ ኣብ በርሃው ዝበለ ሃዋህው ብምብጻሕ፡ ዘባዊ ሰላምን ምትሕብባርን ንምድንፋዕ እምበኣር፡ ብቐዳምነት ሓያል ጻዕሪን ጥንካረን ናይ መንግስቲን ህዝብታትን ኢትዮጵያ ወሳኒ እዩ። እዚ ዘሎ በዳሂ መድረኽ ብዓወት ከስገር ንቕሓትን ልቦናን ንጹር ዕላማን ቅንዕናን የድሊ። ኢትዮጵያ ነዚ ዘሎ ኣሸጋሪ ኩነታት ሓሊፋ፡ ማእከል ስሕበት፡ ዞባዊ ሰላምን ምትሕብባርን ክትከውን ከኣ፡ ደገፍ ህዝብታትን መንግስታትን ቀርኒ ኣፍሪቃ ዓቢ ግደ ኣለዎ። ዘለናዮ መድረኽ፡ ዞባና፡ ካብ ዞባ ግጭትን ፅንወትን ናብ ዞባ ምዕባለን ምትሕብባርን ንምስግጋሩ ኩሉ ወገን ጻዕሩ ከዛይድ ዝጥለበሉ መድረኽ እዩ።



ሰኣሊ፡ ኤፍሬም ሃብተጽዮን

ሓሳባት

# ብሉጽ ክብርታት ብሉጽ ተመሃራይ ኮለጅ

*ዶክቶር ኣሚነ ተኽላይ*

ኣብ ዝኾነ እዋን ኣብ ዝኾነ ቦታ፡ ብኽብርታቱ ዘይግደስ ውልቀ-ሰብ፡ ካብ ክብርታቱ ወጺኡ ክነብር ዝኽእል ሕብረተሰብ ኣሎ ክብሃል ኣይክኣልን። ሓደ ትካል ካብቲ ካልእ፡ ሓደ ሕብረተሰብ ድማ ካብ'ቲ ካልእ ሕብረተሰብ ብዝላበስዎን ዘንጸባርቕዎን ክብርታት ንምልላይ ይክኣል። ብዛዕባ ቀጻልነት፡ ምውርራስን ምሕዳስን ክብርታት ዝምልከት ብቐጻሊ ዝልዓልን ኣካታዕን ኣርእስቲ ካብ ዝኸውን ውሑድ ግዜ ኣይገበረን። ስለምንታይ ኢና ብዛዕባ ክብርታት ኣመና እንግደስ፤ ኣድላይነት ክብርታት እንታይ፤ ብሉጽ ክብርታት ምስ ዕዉት ተመሃራይ ብፍላይ ኣብ ተመሃሮ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ብኸመይ ክተኣሳሰር ይኽእል፤ ገለ ኣብ'ዚ ኣርእስቲ እንትንክፎም ነጥብታት ክኾኑ እዮም።

ክብርታት ሕላገት ወይ መለለዪ ሰባት፡ ትካላት፡ ሕብረትሰባትን ተባሂሎም ክግለጹ ይኽእሉ። ክብርታት ናይ ምርጫታትና፡ እምነታትና፡ ወሳነታትና ብሓፈሻ ናይ ሂወትና መራሕቲ ቀስትታት ወይ ኣዕኑድ ኢልና እውን ክንገልጾም ንኽእል። ዝኾነ ምርጫ ይኹን ውሳነ ክንወስድ እነቕርቦ ምኽንያት ብምስትብሃል ይኹን ብዘይምስትብሃል ኣብ ተላቢስናዮም ዘሎና ክብርታት'ዩ ዝምርኮስ። ስለዚ ንሓደ ነገር ክንገብርን ከይንገብርን፡ ኣብ ሓደ ጉዳይ ክንኣምንን ከይንኣምንን፡ ንሓደ ፍጻመ ቅኑዕ ወይ ጌጋ ኢልና ክንፈረድ መወከሲታትና እቶም ተላቢስናዮም ዘለና ክብርታት እዮም። ክብርታት መትከላት እዮም። መግለጺ ሰብኣዊ መንነትና እዮም። ሰብኣዊ መንነትና ድማ ውጽኢት ባህላዊ፡ ሞራላዊ፡ ማሕበራዊን መንፈሳዊን ኣቋውማና እዩ። ስለዚ ክብርታትና ምስ ማሕበረ ባህላውን ሞራላውን መንፈሳውን ሂወትና ቀጥታዊ ይኹን ዘይቀጥታዊ ምትእስሳር ኣለዎም። ብኣጠቓላሊ እምበኣር ክብርታት፡ ንመዓልታዊ ኣካይዳና፡ ምርጫታትናን ውሳነናን እምነትና ቅርጺ ዘትሕዙ፡ ንሂወትና ንመጻኢና፡ ንዓወትናን ንውድቀትናን ኣገደስቲ ስለዝኾኑ ኩሉ ግዜ ብዕቱብ ክንርእዮም ዘለና።

ክብርታት ብደረጃ ውልቀ-ሰባት (personal values)፡ ሕብረተሰባዊ ክብርታት (social values)፡ ሰውራዊ ክብርታት (revolutionary values)፡ ሃገራዊ ክብርታት (national values)፡ ኣድማሳዊ ክብርታት (universal values) ተባሂሎም ክግለጹ ይኽእሉ። ክብርታት ኣብ መስርሕ እንላበሶምን እንመሃሮምን እዮም። ምንጪ ውልቃዊ ክብርታት እቲ እንነብረሉ ሕብረተሰብ ብፍላይ ከኣ ስድራቤት ማእከል ህንጸት ብሉጽ ክብርታት ምዃና ምግንዛብ ኣገዳሲ እዩ።

**ኣብ ላዕለዋይ ትካል ትምህርቲ ማለት ኣብ ኮለጃት ይኹን ዩኒቨርሲቲ ዝምሃሩ ተመሃሮ ከመይ ዝበሉ ክብርታት'ዮም ክላበሱ ዘለዎም?**

ብመጀመርያ ተመሃሮ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ በቲ ዝነብርሉ ሕብረተሰብ ፍልይ ዝበለ ኣጠማምታ፡ ልዕል ዝበለ ኣኽብሮትን ተቐባልነትን'ዩ ዘለዎም። መንቀሊ ናይ'ዚ ድማ ሕብረተሰብ ኣብ ልዕሊ ብትምህርቲ ጸብለል ዝበለ ሰብ ዘለዎ መግለጺ ኣኽብሮትን ኣድናቖትን'ዩ። እዚ'ውን ንባዕሉ መርኣያ ብሉጽ ክብሪ'ዩ ክብሃል ይክኣል። በዚ መንጽር ክርአ እንከሎ እምበኣር፡ ተመሃራይ ኮለጅ ወይ ዩኒቨርሲቲ ድማ ነዚ ዝተጠቕሰ መረዳእታ ሕብረተሰብ ዝምጥን ክብ ዝበለ ሞራላዊን ስነ-ምግባራዊን ልዕልና ክህልዎ ትጽቢት ዝግበረሉ'ዩ። ገለ ካብቶም ተመሃራይ ላዕለዋይ ትምህርቲ ክላበሶም ዘለዎ ብሉጻት ክብርታት ድማ እዞም ዝስዕቡ ምጥቃስ ይክኣል።






### 1. ቅንዕናን ሓቅነትን (Integrity)

ቅንዕናን ሓቅነትን መሰረት ብሉጽ ሞራልውን ስነ-ምግባራዊን መትከላት እዮም። ጭውነት ኣብ መዓልታዊ ሂወትና ፍጹም ዝኾነ ቅንዕናን ሓቅነትን ክንላበስ የገድደና። ሓቂን ቅንዕናን ዝሓዘ ሰብ ኣብ መዓልታዊ ሂወቱ ሕጉስ፡ ዕጉብን ዕዉትን ምዃኑ ዝተፈላለዩ መርትዖታት የረጋግጹ። ሓቅን ቅንዕናን ምስ ትምህርቲ ብኸመይ ነተሓሕዞ?

ኩሉ ዝርከብ ትምህርታዊ ውጽኢት ንኣብነት ናይ ፈተና ውጽኢት፡ ዕዮ ገዛ፡ ምርምራዊ ስርሓት፡ ዲግሪ፡ ዲፕሎማ ወዘተ ኣብ ሓቅን ቅንዕናን ዝተሞርኮሰ ክኸውን ይግባእ። እዚ ማለት ተመሃራይ ዝረኸቦ ውጽኢት ጽዒሩ ዝረኸቦ ክኸውን ኣለዎ ማለት እዩ። ብምድንጋርን፡ ብምቕዳሕን ዝርከብ ውጽኢት ቀጻልነት ዘይብሉ ኣብ ርእሲ ምዃኑ ሳዕቤኑ ኣብ ኣብ'ቲ ሓቅን ቅንዕናን ዘጉደለ ተመሃራይን ልዑል ተጽቢት ዘንበረ ሉ ሕብረተሰብን ብቀሊል ዝግመት ኣይኮነን። ብቐንዱ ኣብ ግዜ ትምህርቲ ዝተለምደ ምድንጋርን ብዘይ ቅኑዕ ኣገባብ ወይ ብዘይ ጻዕሪ ዝተረኸበ ውጽኢትን ጽባሕ ድሕሪ ምምራቕ'ውን ኣብ ቦታ ስርሕ ክድገም ልዑል ተኸእሎ ኣለዎ። ንኣብነት ብዘይ ሓቅን ቅንዕናን፡ ብዘይ ጻዕርን ብምድንጋርን ዲግሪ ዝረኸበ ተመሃራይ ኣብ ስራሕ ሕክምና ብኸመይ ክእመን ይኽእል? ብምሕንድስና ዝተመረቐ ሰብ ኣብ ዝተመደበ ስራሕ ቅንዕና ዝጎደሎ ክኸውን ልዑል ተኽእሎ ኣለዎ። ኣብ ባንኪ ዝምደብ ሰብ ክሳብ ክንደይ እሙን ክኸውን ይኽእል? ኣብ ምምሕዳር ዝምደብ ሰብ ቅኑዕን ፍትሓዊን ኣመሓዳሪ ክኸውን ይኽእል'ዶ? ወዘተ ዝብሉ ብዙሓት ሕቶታት ምልዓል ይክኣል። ስለዚ ምውናን ሓቂን ቅንዕናን ኣብ ዕቤት ሰብኣዊ መንነት ተመሃራይን ሕብረተሰባዊ ኣገልግሎትን ዘለዎ ኣገዳስነት ኣብ ግምት ብምእታዉ ኩሉ ተመሃራይ ብምልኣት ክላበሶ ሰለዎ ክብሪ እዩ።

### 2. ምክብባር (Respect)

ክብረት ወይ ምክብባር ካልኦት ሰባት ኣገደስቲ ምዃኖም ምርዳእን ምቕባልን የመልክት። ንኻልኦት ንምኽባር ድማ ቅድሚ ኹሉ ንብስኻ ምኽባር የድሊ። ነብሱ ዘየኽብር፡ ክብረቱ ዘይርዳእን ዘየስተውዕልን ሰብ ንኻልኦት ክኸብር ኣይክእልን እዩ። ኣብ ምክብባር ከምቲ ነብስኻ ብኻልኦት ብኣኽብሮት ክትትሓዝ እትደልያ፡ ንስኻ'ውን ንኻልኦት ብኣኽብሮት ምሓዝ ማለት እዩ። ተመሃሮ ላዕለዋይ ትምህርቲ ኣብ መብዛሕትኡ ናይ ትምህርቲ ሂወቶም ብሓባር ዝቕመጡ ብምዃኖም ንሓድሓዳዊ ምክብባር ግምት ዝህብ ክብሪ ክውንኑ ኣገዳሲ እዩ። ሓባራዊ መነባብሮ ሓድሕዳዊ ምክብባር የድልዮ ምዃኑ ክግንዘቡ ኣለዎም። ኣኽብሮት ንመምህራኖምን ኣኽብሮት ንሰራሕተኛታትን ማሕበረሰብ ኮሌጅን ምሃብ ካብ ተመሃራይ እትጽበዮ ብሉጽ ክብሪ እዩ።

### 3. ምህላው ክፉት ኣእምሮ (Open-minded)

ምህላዉ ክፉት ኣእምሮ ማለት ርእይቶን ሓሳባትን ካልኦት ምስማዕን ዝግብኦ ግምት ምሃብን ማለት እዩ። ኣእምሮኡ ክፉት ሰብ ናተይ ሓሳባት ጥራይ'ዩ ቅኑዕ ወይ ኣነ ዝበልክዎ ጥራይ ስምዑ ካብ ምባል ቁጡብ ይኸውን። ካልእ ኣማራጺታት ከም ዘሎ ይኣምን። ንዝያዳ ዘተ፡ ልዝብን ኣሂን ምሂን ዕድል ይኸፍት። ሒዝዎ ዘሎ ሓሳባት ይኹን መርገጺ ጌጋ'ውን ክኸውን ከም ዝኽእል ይኣምንን ይቕበልን። ተመሃራይ ላዕለዋይ ትምህርቲ ንኹሉ ሓሳባትን ርእይቶን እናመርመረን እናተመራመረን ብኹፉት ኣእምሮ ዘኣንግድ ክኸውን ትጽቢት ዝግበረሉ ብሉጽ ክብሪ እዩ። ላዕለዋይ ትምህርቲ ምርምርን መጽናዕትን ዝካየደሉ ቦታ ብምዃኑ፡ ብዝያዳ ክፉትነት ኣእምሮ ኩሉ ኣካል የድልዮ። ክፉትነት ኣእምሮ ብዘበግሶ ዘኣንግዶን ሃናጺ ክትዓትን ምብህሃልን ሓባራዊ መረዳእታ ንምፍጣር ሓጋዚ ባይታ ይፈጥር። እዚ ድማ ናይ ሓባር ዕላማ ንምጭባጥ የኽእል።

### 4. ድስፕሊን

ዲስፕሊን ማለት ምእዙዝነት ንሕግታትን መምርሒታትን ማለት እዩ። ብዘይ ዲስፕሊንን ምእዙዝነት ንሕጊን ኣብ ሓደ ሕብረተሰብ ስርዓት (Order) ክህሉ ኣይክእልን እዩ። ምእዙዝነት ንሕጊን ጽሬትን መሰረታዊ ምልክት ስልጣነ ሕብረተሰብ ምዃኑ ይዝረበሉ እዩ። ዝኾነ ሰብ ይኹን ትካል ልዕሊ ሕጊ ኸኸውን ኣይግባእን። ተመሃራይ'ውን ዲስፕሊን ተላቢሱ ክኸይድ ባህርያዊ ግድነትን እዩ። ኣብ ኮለጃትና'ውን መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን ብስርዓትን ኣገባብን ንኽሰላሰል ዝሕግዙ ሕጊታት ተመሃራይ (Students Code of Conduct) ኣሎ። ቀንዲ ዕላማኡ

ድማ ዲስፕሊን ምርግጋጽ እዩ። እዞም ሕግታት እዚኦም ሓደ ተመሃራይ ከም ኣካል ማሕበረሰብ ኮሌጅ ኮይኑ ከንጸባርቖም ዘለዎምን ዘይብሉን ጠባያት ኣነጺሮም የርእዩ። እቶም ተደለይቲ ጠባያትን ከላበሶም እቶ ዘይተደልይቲ ባህርያት ድማ ከወግዶም ብሕግታት ዲስፕሊን ይግደድ ማለት ኣዩ። ዲስፕሊን ኣብ ኩሉ ሂወት ኣገዳሲ እዩ። 'ዲስፕሊን ዘይብሉ ህዝቢ ጨው ከም ዘይብሉ መግቢ' ተባሂሉ'ውን ተመሲሉ እዩ ። ዲስፕሊን ኣብ ስድራቤት፡ ኣብ ቦታ ስራሕ፡ ውትህድርና፡ ቤተ-ጸሎት፡ ቤት ትምህርቲ ወዘተ ይስርሓሉ። እኩብ ሰብ ኣብ ዝርከበሉ ቦታ ድማ ልዑል ግምት ተዋሂብዎ ዝስርሓሉ'ኳ እንተኾነ፡ ብውልቂ ክንላበሶ ዘለና ብሉጽ ክብሪ እዩ።

## 5. ምጽውዋር (Tolerance)

ምጽውዋር ናይ ካልኦት ስምዒት፡ እምነት ውሳነ ካብ ናትካ ዝፍለ ከተእንግድ ድሉዉ ምዃን የመልክት። ሰባት ብባህሪኦም፡ ብሄሮም፡ ሃይማኖቶም፡ ቋንቋኦም ወዘተ ክፈላለዩ ባህርያዊን ቅቡልን እዩ። ተመሃሮ ላዕለዋይ ትምህርቲ'ውን ካብ ዝተፈላለዩ ከባቢታት፡ ዝተፈላለየ ድሕረ-ባይታ፡ ብኣረኣእያ፡ ብእምነት ወዘተ ክፈላለዩ ንቡርን ቅቡል እዩ። ስለዚ ምጽውዋር ማለት ንፍሉዩነት ከም ጸጋን ጽባቐን ምቕባል ማለት እዩ። ምጽውዋር ማለት ምስ ኩሉ ፍልልያትካ ብሓባር ከንብረካ ዘኽእል ሜላ እዩ። ንብዙሑነት ምርዳእን ምድናቕን፡ ሓድነት ኣብ ብዙሕነት ምእማን ማለት እዩ። ምጽውዋር መሰረት ዲሞክራሲያዊ ባህሊ እዩ።

## 6. ሓላፍነት ምስካም (Responsibility)

ሓለፍነት ምስካም ንእትወስዶ ስጉምቲ ወይ ወሳነን ንሱ ዘኸትሎ ሳዕቤን ውጽኢትን ተሓታቲ ምዃን ማለት እዩ። ሓለፍነት ዝስከሙ ሰባት ብኻልኦት ዝያዳ ተኣመንቲ እዮም። ተመሃራይ ኮሌጅ ሓላፍነቱ ዝፈልጥን ሓልፍነት ዝስከምን ኸኸውን ሓደ ካብ ብሉጻት ክብርታት እዩ። ሓልፍነት ምስካም መጀምርያ ብነብስኻ ይጅምር። ናይ ኩሉ ውሳነታትካን ውጽኢቱን ሓልፍነት ምውሳድ ብነብስኻ'ዩ ክጅምር ዘለዎ። ብድሕሪ'ዚ ድማ ናይ ብጾትካን ምስኻ ዝምሃሩን ዝነብሩን ተመሃሮ ሓላፍነት ክትስከም ድሉው ምዃን ተዳላዪ ክብሪ እዩ። ተመሃራይ ኮሌጅ ምስ ከምኡ ተመሃራይ ብኣኽብሮትን ተጻዋርነት ክነብርን ክመላለስን ሓላፍነት ኣለዎ። ምስ መምሃራኑ ብምርድዳእን ኣኽብሮትን ኢሂን ምሂን ክበሃሃል ሓላፍነት ኣለዎ። ምስ ናይ ኮሌጅ ሰራሕተኛታት ኣገባብን ስርዓትን ሓልዩ ክኸይድ ሓለፍነት ኣለዎ። ናይ ኮሌጅ ንብረት ብኣገባብ ክጥቀመሉን ክዕቅቦን ክሕዞን ሓላፍነት ኣለዎ። ተመሃራይ ትምህርታዊ ንጥፈታቱ ኣብ ግዚኡን በቲ ክኾና ዝግብኦን ቅኑዕ ኣገባብ ከተግብር ሓለፍነት ኣለዎ። ንሕብረተሰቡ ብወለንታውነት ከገልግል ሓላፍነት ኣለዎ። ስለዚ ሓለፍነት ከም ኣምር ሰፊሕ፡ ኣገዳስነቱ ድማ ዕዙዝ ስለዝኾነ ሓደ ካብ ብሉጻት ክብርታት እዩ።

## 7. ምቕሉልነት (Humility)

ምቕሉልነት ሓሳባትካን ድሌታትካን ብኣኽብሮትን ብትሕትናን ከተረድእ ምኽኣል ማለት እዩ። ብቕዓትካን ፍልጠትካን ብዘየገድስ፡ ስራሕካን ሃብትኻን ብዘየገድስ ኩሉ ግዜ ምቕሉልን ትሑትን ምዃን ተደላዪ ብሉጽ ክብሪ እዩ። ተመሃራይ ኮሌጅ ምስ ኣለይቱ፡ ምስ መምሃራኑ፡ ምስ መዛንኡ፡ ምስ ሰራሕተኛታት ወዘተ ብትሕትናን ኣኽብሮትን ክመላለስ ትጽቢት ዝግበረሉ እዩ።

እዞም ክብርታት እዚኣቶም ኩሉ ግዜ ንዕቤትናን ዓወትናን ኣገደስቲ እዮም። ኣብ ዝደለናዮ ንላበሶምን ኣብ ዘይደለናዮም ድማ ንገድፎም ክኾኑ ኣይግባእን። ኩሉ ግዜ ኣብ ዝኾነ ቦታ መለለይናን መትከላትናን ክኾኑ ኣለዎም። ካብ ኮሌጅ ወጻኢ እውን እንተኾነ እብ እንዋፈረሉ ዓውደ-ስራሕ ንህላዌና ዘቑሙ ዓንድታትን ንንዕዞና ዝመርሑ ቀስታት ጌርና ክንወስዶም ይግባእ። ልዕሊ ኹሉ ድማ ኣገዳስነት እዞም ብሉጻት ክብርታት ዝርድኣና፡ ዕላማና ኣነጺርና ምስ እንፈልጥ እዩ። ኣብ ኮሌጅ ዝኣቱ ተመሃራይ ቀንዲን እንኮን ዕላማኡ ንዝጀመሮ ፕሮግራም (ዲግሪ ይኹን ዲፕሎማ) ብዓወት ምዝዛም እዩ። ነዚ ብዓወት ንምዝዛምን ንምጭባጥን ድማ እዞም ዝተጠቕሱን ካልኦትን ክብርታት ብምልኣት ምልባስ ምርጫ ዘይኮነ ግዴታ ምዃኑ ክግንዘብ ኣድላዪ እዩ።



# መስርሕ'ዶ ውጽኢት፧

*እንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ*

እዚ ጽሑፍ ብዓይነቱ ፍልይ ዝበለ መልእኽቲ ክህልዎ ይኽእል'ዩ። ኣንጻር'ቲ፡ "ናብ ዓወት ዝወስዱ መንገድታት ..." እናተባህለ ብተደጋጋሚ ዝንገረና ብልሓታት ዝሓዘ መልእኽቲ ኣለዎ። "ናብ ዓወት ንኽትበጽሕ ብመጀመርታ ሸቶኻ ኣብ ቅድሚት ኣቐምጥ!" ዝብል ምኽሪ ሓዘል ሓረግ ክሳብ ንመንዎ ሰሚዕናዮ ወይ ነቢብናዮ ንህሉ። ዝተፋላለዩ ናይ ስነ ልቦና መጻሕፍቲ ይኹኑ ዕዉታት ዝበሃሉ ውልቀ ሰባት፡ ንዕላማኻ ኣብ ቅድሚት ምስራዕ ከም ምስጢር ዓወት ኣምሲሎም ይምህሩና እዮም።

እንተኾነ ኣብ'ዚ ጽሑፍ'ዚ፡ ካብ'ቲ ንቡር ናይ ዓወትን ውድቀትን ዛንታታት ወጻኢ ኢና ክንርኢ። እዚ ጽሑፍ ምስ ጀመርናዮ ቁሩብ ቀጨውጨው እንተ ኣቢሉና ድማ፡ ማይ እናስተናን እናተመላለስናን በብቑሩብ ክንውድኦ ንፈትን። ምኽንያቱ፡ ነቶም ዓወታቶም ንኽጭብጡ ካብ ዕለት ናብ ዕለት ሃረር እናበሉ ዝጓዓዙ ሰባት ዕረ ክኸውን ይኽእል እዩ። ዕረ ድማ ጥዑም ኣይኮነን። ፈውስኻ እዩ እንተ ኢሎምኻ ጥራሕ ኢኻ ትድፍሮ።

ኦዛን ቫሮል ብዝብል ስም ኣብ 2018 ዝወጸ ውልቃዊ ተመኩሮ ዝመበገሲኡ ሓጺር ጽሑፍ ከም መወከሲ ክንጥቀመሉ ኢና። ንሱ ካብ ናይ ውጽኢት ወልፊ ተናጊፉ ናብ ሓድሽ ምብርባር ከም ዝኣተወ እዩ ዝኣምን። ንሱ ከምዝገልጾ፡ እቲ ዝሓለፎ ዝርዝር ንጥፈታት ብዙሕ እዩ። ካብ ዕድመ ኰትትናኡ ኣትሒዙ ብዙሓት ክዕወተሎም ዝኸኣለ ንጥፈታት ኣካይዱ። 'ዓወት ኣብ ርእሲ ዓወት ይድርድሮ ኔረ፡' በሃላይ እዩ። እቲ ዝርዝራት ተመሊሱ ክዝክሮ ንዕኡ ንገዛእ ርእሱ'ውን ከም ዘሰልችዎ ይገልጽ።



ፈለማ ኣብ ዕድመ ጉብዝናኡ ካብ ቱርኪ ወጺኡ ናብ ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ ብምጉዓዝ፡ ናብ ሓደ ምሩጽ ዝበሃል ኮለጅ ከም እተጸንበረ የዘንቱ። ዘድሊ ጻዕሪ ብምክያድ ናብ ናይ ሕጊ ቤት ትምህርቲ ዘእቱ ፈተና ጌሩ'ውን ሓሊፉ። ስነ-ሕጊ ብጽቡቕ ድሕሪ ምጽናዕ፡ ብሞያኡ ኣብ ሓደ ተሃራፊ ትካል ተቖጺሩ። ጽቡቕ ኣታዊታት'ውን ክረክብ ክኢሉ። ብብቕዓቱ ድማ፡ ዓቢ ቦታ ዘውህቦ ናይ ስራሕ ፍቓድን ናይ ኣመሪካ ዜግነትን ረኺቡ። ካብ ዕዉት ተሞክሮኡ ተበጊሱ ድማ መጽሓፍ ከሕትም በቒዑ። ኩሉ ነገር ብጽቡቕ ከይድሉ።

ነዚ ጉዕዞ ህይወት'ዚ ዳርጋ ኩሎም መንእሰያት ናይ'ዚ ዘመን'ዚ ከም ዝምነይዎ ርዱእ እዩ። ንሱ ብቓላቱ ከምዝገልጾ፡ "ምስ ብዙሓት ካብ'ቶም ዝበጻሕክዎም ሸቶታት ኣብ ፍቕሪ ወዲቐ ኔረ። እቲ መስርሕ ግን የገድሰኒ ኣይነበረን" ይብል። ንነብሱ ብኣብነት እንክገልጸ ድማ፡ "ኣነ ከም ሓደ ናይ ማራቶን ጎያዩ እየ ኔረ። እቲ ጉያ ብዙሕ ዘይብረሆ፡ ኣብ መወዳእታ ናብ'ታ መድረኽ ንምድያብ ግን ህንጡይ። ከም ህንጡይነቱ ድማ ዝድይባ።"

ኣብ'ዚ መወዳእታ እዋን ኦዛን ቫሮል፡ ኣብ ከም'ዚ ዝኣመሰለ ሰንሰለታዊ መስርሕ ዝጠሓለ ንሱ በይኑ ዘይምዃኑ ክርዳእ በቒዑ ኣሎ። 'እቲ ብደሆ ካብ'ቲ ስርዓት ትምህርትና እዩ ዝጅምር' ድማ ይብል። "ዓመት ድሕሪ ዓመት ነጥቢ ንኽነዋህልል ኢልና ንመሃር። ካብ መምህራንና ተቐባልነት ንኽንረክብ ድማ፡ ዘይተሓለለ ጻዕሪ ንገብር።" ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ገለ ናይ ሕጊ ተመሃሮይ፡ "እዚ ኣብ ፈተና ክመጽእ ድዩ፧" ብምባል ክሓቱኒ ከለዉ ኣካላተይ ይሸምቀቕ፡" ብምባል ድማ ህሉው ስምዒታቱ የብርህ። "በቲ ሓደ ወገን ድማ ሓቃቶም እዮም። ገለ ክፋል ናይ መጻኢ ህይወቶም ኣብ'ቲ ዝወቕዕዎ ሸቶታት ዝምርኮስ እዩ።" እናበለ'ውን ነቲ ህሉው ኩነታት ከምዝርደኣሎም ይገልጽ እዩ።

ውጽኢት ድሕሪ ውጽኢት እናተጸበኻ ካብ ምንባር፡ ኣብ መስርሕ ምጥሓል ከምዝበልጽ ድሒሩ ዝተማህረ ኦዛን ቫሮል፡ ናብ መስርሕ ዘተኰሩ ሰባት ከመይ ዝኣመስሉ ምዃኖም ብኸም'ዚ ዝስዕብ የብርህ። ንኣብነት እቲ ስራሕ ምስራሕ ፊልም እንተኾይኑ፡ ንስለ ምስራሕ ፊልም ኢልካ ትሰርሕ። ነቲ ኣገባብ ኣነጋግራ ዛንታኻ እናተሓጎስካ ትፍጽሞ። ናይ መፈጸምታ መዳልያ ክትወሃብ ኢልካ ኣይትጽበን። ሕጉሳት ሰባት ክንከውን እንተ'ኼንና፡ ናብ'ዚ ክፋል ናይ ዓለም ገጽና ክንሰግር ኣሎና። ዝኾነ እንፍጽሞ ዕዮ ካብ ውሽጣዊ ድርኺት ተበጊስና፡ ማለት ንውሽጣዊ ባህታና ክኸውን ኣለዎ።

ብቐጻሊ ናብ ውጽኢት ስራሕካ እናኣማዕደኻ ምንባር እዞም ዝስዕቡ ባህሪያት

ኣለውዎ:-

### 1. ናብ ውጽኢት ብቐጻሊ ምምዕዳው ቅዙን ሰብ ይገብረካ፣-

"ባህጊ ዝበሃል ዝደለኻዮ ነገር ክሳብ እትረክብ ዘይሕጉስ ሰብ ንኽትከውን ምስ ነብስኻ ውዕል ምእታው እዩ።" ክብል ሓደ ናይ ስነ-ልቦና ሊቅ ይድምድም። ነቲ ዝተመነናዮ ነገር ድሕሪ ብዙሕ ሽንኮለል ምስ ረኸብናዮ'ውን እቲ ውጽኢት ከም'ቲ እንሓስቦ ኣይኮነን። ንሓጺር እዋን ውዕዉዕ ረስኒ ክፍጠር ይኽእል እዩ። እንተኾነ መጽናዕቲ ብተደጋጋሚ ከምዘረጋገጾ፡ ደቂ ሰባት ድሕሪ ዝኾነ ይኹን ዓወት ናብ'ቲ ቅድሚ ምዕዋቶም ዝነበረ ኩነተ ስምዒት እዮም ዝምለሱ። እዚ መስርሕ'ዚ ሄዶንነታዊ ምውህሃድ ይበሃል። እቲ ናይ ሕልምና ስራሕ፡ እቲ ዝተመነናዮ መዓርግ፡ እቲ ምዕሩግ ገዛ፡ ኩሎም ብቕልጡፍ ናብ ንቡራት ባእታታት ይቕየሩ። ብቕጽበት ድማ ካልእ እምባ ንምሕኳር ብዝብል ምኽኒት ናብ ቀጻሊ ጉዕዞ ንጽመድ። እዚ ልክዕ ከም ብርቱዕ ወልፊ እዩ።

ብኣንጻሩ ናብ'ቲ መስርሕ ኣተኲርና ክንርኢ እንተኽኢልና፡ ንነብስና ብመንገዲ'ቲ እንዓሞ ንጥፈት ኣቢልና ውሽጣዊ ባህርያዊ ክብሪ ነልብሳ። እቲ መስርሕ ባዕሉ ውሽጣዊ ዕግበት ክህበና ይጅምር። እቲ ዝስመዓና ዕግበት ልዕሊ'ቲ ሰባት ኣፍልጦን ሽልማትን ምስሃቡና እንረኽቦ እዩ። ብድሕሪኡ ቀጻሊ ዋሕዚ ናብ ዘለዎ ኩነተ ህላወ ንኣቱ'ሞ፡ ናይ ግዜ ድሩትነት'ውን ካብ ኣእምሮና ይእለ። ናይ ግዜ ትርጉም እንተቐይርናዮ ድማ፡ ስምብራቶም ብቐሊሉ ምስ ግዜ ዘይሃስስ ስራሓት ንሰርሕ። ምኽንያቱ እቲ ኣዐንዛዚ ሓይሊ ናይ'ቲ መስርሕ ሒዙና እንተጥሒሉ፡ ዝደለናዮ ናይ ምግባር ተኽእሎና ኣዝዩ ዓቢ እዩ ዝኸውን።

ኣብ እምነት ሂንዱ፡ "ንሕና ኣብ ጉልበትና ምሉእ መሰል ኣሎና፡ ኣብ'ቲ ፍርያት ናይ ጉልበትና ግን የብልናን።" ዝብል ኣበሃህላ ኣሎ። እቲ ዝተጓዓዝናሉ መንገዲ እናተሓጎስና እንተ ኼድናዮ፡ ነቲ ዘፍረናዮ ሕብስቲ መን በሊዕዎ ዘገድስ ኣይኮነን። ነብሲ ወከፍ መዓልቲ እናተሓጎስና ዝኸድናዮ ጉዕዞ ድማ፡ ናብ ዝኾነ ቦታ እንተወሰደና ኣየገድስን።

ኣብ'ዚ መዳይ፡ ንተሳተፍቲ ሰውራና ከም ጽቡቕ ኣብነት ክንወስዶም ንኽእል። ዝኾነ ኣብ'ቲ ሰውራ ብምልኣት ልቡ ዝተሳተፈ ሰብ፡ እዚ ናይ መስርሕ ነገር ኣዳቒቑ ኣስተማቒርዎ ክኸውን ከምዝኽእል ርዱእ እዩ። ብዙሓት ተጋደልቲ ኣብ ዝገብርዎ ቃለ መሕትታት፡ "ኣብ ሰውራ ከሎና እቲ ህይወት ኣዝዩ ምቁር እዩ ኔሩ። እቲ ህይወት'ቲ ክድገም ዘይክእል እዩ።" ብምባል ብኣስተንትኖ ክዝክርዎ ብተደጋጋሚ ንሰምዕ ኢና። ምኽንያቱ፡ እቲ ውጽኢት ናይ ቃልስኻ በዓል መነመን ክነብሩሉ ምዃኖም ከይፈለጥካ፡ ምሉእ ጉልበትካን ጸዓትካን፡ ኩሉ ኣካላትካ ክሳብ ምሉእ ህይወትካ ከይተረፈ ክተወፊ ምኽኣል፡ ብቐሊሉ ዝብጻሕ ኣይኮነን። ኣብ መስርሕ ብምልኣት ምስጢሓልካ ዝብጻሕ ምዕሩፍ ህይወት እዩ። እቲ መስርሕ ፍሉይ ብምዃኑ እዩ ድማ፡ ነባሪን ዘይድገምን ታሪኽ ክሰርሕ ዝተኻእለ። ሕጂ'ውን እቲ ጉዕዞ ብኸምኡ እዩ ዝቕጽል ዘሎ።

### 2. ናብ ውጽኢት ብቐጻሊ ክተማዕዱ ምንባር ጸረ ፍርያምነት እዩ።

ናብ ውጽኢት ሃንቀው ምባል፡ ናብ'ቲ ክብጻሕ ዘለዎ ሽቶ ብዝሓሸ ኣገባብ ካብ ምብጻሕ ይዕንቅፍ እዩ። መበገሲ ናይ'ዚ ዛንታ ዝኾነ ኦዛን ቫሮል ካብ ዝበሎ ከም ኣብነት ንጠቕም። ሓንቲ ኣዝያ ጸላዊት ዝኾነት ዓንቀጽ፡ ኣብ'ቲ ፈለማ ክጽሕፉ እንከለኹ ከም ውልቃዊ መዘክር ብምባል ጸሓፍክዋ። ናብ ማሕተም ክትበቅዕ'ያ፡ ዝብል ሓሳብ'ውን ኣይነበረንን። ሓደ እዋን ንበዓልቲ ቤተይ ምስ ኣርኣኽዋ ግዳ፡ "ነዚኣ ግድን ክተሕትማ ኣለካ!" በለትኒ። ነታ ጽሕፍቲ ኣብ መጽሔት ታይምስ ከሕትማ እናሓሰብኩ ጽሒፈያ ኔረ እንተዝኸውን፡ ኣብ ክንዲ ናይ ሕትመት ዕድመ ናይ ንጽገት ደብዳበ ምረኸብኩ። ብዛዕባ'ዚ ርግጸኛ እየ።

ናብራ እቶም ህርኩታት ሓረስቶት ኣተኲርና እንተ ተዓዚብናዮ ነዚ ሓቂ'ዚ ዘብርህ እዩ። ንሳቶም ከም'ቲ ልማዶም እዋን ሓልዮም ዘርኢ ይዘርኡ። ክከም ህርኩትናኦም ድማ ንግራውቶም ይከናኸኑ። ይድኩዑ፡ ይሓርሱ፡ ይጕልጕሉ፡ ይጽህዩ፡ ወዘተ. . .። ኣብ መወዳእታ ናይ'ቲ መስርሕ ክንደይ ኮናትል ክሓፍሱ ከምዝኽእሉ'ውን ብዙሕ ኣይፈልጡን። ክሳብ ናይ መጨረሽታ ቀውዒ ድማ ብመሰረት እምነቶም ይጻዓዙ። ንሳቶም ከምኡ ዓይነት ኣተሓሳባ ብምህላዎም ድማ፡ ንምሉእ ሕብረተሰብ እናቐለብዎ ይርከቡ። ስለ'ዚ ኣብ መስርሕ ዝጠሓለ ኣእምሮ፡ በቲ ንቡር መንገዱ እናተጓዕዘ ዓቢ ለውጢን ፍረን ከምዘምጽእ ብዝተፋላለየ ኣገባብ ክንርዳእ ንኽእል።

ዝያዳ ንምርድኡ ኣብነታት ምድርዳር ዘጸግም ኣይኮነን። እቲ ዝበዝሐ ምህርቲ ጸባ ዘፍሪ ሓረስታይ ክንደይ ሊትሮ ክሸይጥ ምዃኑ እናሓሰበ ኣይኮነን ዝዓዩ። ንሱ ነተን ከብቱ ከም ውላዱ ስለዘፍቕረን እዩ ምስኣን ክዛናጋዕ ዝውዕል። ንሰን ድማ ፍቕሪ ዝመልእ ክንክን ስለዝረኸባ ይስስናሉ። ከም ፍረ ውጽኢቱ ድማ ንዕዳጋታት የራጋግእ።

ናብ ፍረ ክተማዕዱ ምንባር ጸረ ፍርያምነት ምዃኑ ኣጸቢቑ ብሩህ ንክኸውን፡ እቲ ኣቐዲሙ ዝተጠቕሰ ናይ ሰውራ ኣብነት'ውን ክድገም ዝከኣል እዩ። ተጋደልቲ ንህይወቶም ኣብ'ታ ድሕሪ ናጽነት ዘላ መዓልቲ ከመይ ከምእትመስል ኣብኣእምሮኦም ስኢሎማ ኔሮም እንተዝኾኑ፡ ነታ ናይ መወዳእታ መጥቃዕቲ ናይ ደቀምሓረ ኣይምፈጸምዋን። ኩሎም በብወገኖም፡ "ነዚኣ ናይ መወዳእታ ቅላዕ መን ይፈጽማ?" ኣብ

ዝብል ክጠማመቱ ኣስመራ ከይተታሕዘት ምተረፈት። በዚ ምኽንያት ድማ እቲ ውጽኢት ኣይምተረኽበን።

### 3. ውጽኢት ክጽበ ዝኑብር ኣእምሮ፡ ንኽውንነት ክቅይር ኣይከኣሎን እዩ

ናብ'ቲ ፍረ ክነተኵር እንተ ደኣ ጀሚርና ነቲ መስርሕ ኣዚና ኢና ሽለል እንብሎ። እቲ ፍሉጥ ሊቅ ናይ ዘመንና ኣልበርት ኣይነስታይን ከምዝብሎ፡ "ተመሳሳሊ ዝኾነ ዕዮ ብተደጋጋሚ እናዓየኻ ፍልይ ዝበለ ውጽኢት ምጽባይ፡ ስንክልና ናይ ኣእምሮ እዩ።" ለውጢ ዘለዎ ውጽኢት ክመጽእ እንተኾይኑ፡ ብቐዳምነት ኣብ'ቲ መስርሕን ኣሰራርሓን ለውጢ ክረአ ኣለዎ።

ብዙሓት ሰባት ኣብ ሰንፈላል ክነብሩ ዝግደዱ ዘለዉ ድማ ነዚ መሰረታዊ ሓቂ ካብ ዘይምርዳእ እዩ። እቲ ዝምነይዎ ለውጢ እንታይ ምዃኑን፡ ካብ መን ይጽበይዎ ከም ዘለዉን ኣይርደኣካን። እቲ ንዐኦም ጸሊም መሲሉ ዝረኣዮም ክውንነት ድማ ከም ቀደሙ ይቕጽል። ኣብ ገሊኡ ድማ፡ እቲ ዝድለ ለውጢ ዋጋኡ ከቢድ ምዃኑ ይግንዘቡ'ሞ፡ ንኽሓጽረሎም ናይ ዓቕሊ ጽበት ጸረ-ለውጢ ዝኾነ ስጉምቲ ክኸዱ ትዕዘቦም። ንነብሶም ከም ደለይቲ ጽቡቕ ለውጢ ኣምሲሎም ባዕሎም ዝገልጹ ሰባት'ውን ውሑዳት ኣይኮኑን።

እንነብረሉ ዘሎና ክውንነት ስቕ ኢሉ ዝነጠበ ኣይኮነን። ውጽኢት ናይ ነዊሕን ዝተሓላለኽን ፍልቀታዊ መስርሕ እዩ። ኣመጻጽኣኡ ዘገምታዊ ክሳብ ዝነበረ፡ ክቕየር እንተ ተደልዩ ድማ ንዕኡ ክቕይር ዝበቅዕ መስርሕ ክካየድ ኣለዎ። እንተ ዘይኮይኑ ክውንነት ክቕየረልካ ብምምናይን፡ ኣብ ካልእ ክውንነት ንኽትነብር ብምሕላምን ክውንነት ኣይቅየርን እዩ። እኳ ደኣ ተመሊሱ፡ ኣፍጢጡ እዩ ዝርእየካ። ክውንነት ሓያል እዩ።

ኣብ'ዚ ክንርደኦ ዘሎና ገሊኡ ክውንነታዊ ሓቅታት ልዕሊ ዕድመ ሓደ ውልቀ ሰብ እዩ። ውልቀ ሰባት ድማ ኣብ'ቲ ዘገምታዊ መስርሕ ኣበርኪቶም፡ እታ እጃሞም ፈጺሞም ክሓልፉ እዮም ዝኽእሉ እምበር ነቲ መስርሕ ክፍጽምዎ ስልጣን የብሎምን። እቶም ነዚ ነገር'ዚ ብምልኣት ዝተረድኡ ሰባት እጃሞም ስለ ዘበርክቱ ለውጢ ኣብ ምምጻእ ይሰርሑ። ብውልቆም ናብ ውጽኢት ከማዕድዉ እንተ ጀሚሮም ግን እቲ መስርሕ ይነውሖም'ሞ ዕማሞም ካብ ምፍጻም የቋርጹ። በዚ ድማ ክዉንነት ኣንጻር ባህግታቶም ይኸይድ።

### 4. ናብ ውጽኢት እናኣማዕደወ ዝዓዱ ኩነተ ኣእምሮ ርቡጽ እዩ።

ናብ ውጽኢት ምምዕዳው ኣብ ዓቢ ፋንታዚያ እዩ ዘእቱ። ዓቢ ዝና ንምርካብ፡ ኣብ ምሩጽ ስራሕ ንምእታው፡ ናይ ሕልሚ ኣፍቃሪ/ት ንምርካብ ወዘተ. . . ብዝብሉ ሃንቀውታታት ዝተዓንዘዝና ንኸውን። ኣዚና ብተርባጽ ስለ ንምላእ ድማ ኣቋራጭ መንገዲ እንተ ተረኺበ ሃሰውሰው ንብል። ዘይጭበጡ ፈጠራዊ ጽውጽዋያት ናብ ዝሸጡ ፈሊጣት ዝበሃሉ'ውን ክንመላለስ ንጅምር። ምኽንያቱ ነቲ እንደልዮ ውጽኢት በቲ ክሕለፎ ዘለዎ መስርሕ ንምኻድ እኹል ዓቕሊ ስለዝንድለና።

መልእኽቲ ናይ'ዚ ሓጺር ጽሑፍ ንምጥቕላል እምበኣር፡ ፍልይ ዝበለ ዓወታት ናይ ዘመዝገቡ ሰባት ታሪኽ ህይወት ንወከስ። ፍረ ዕዮኦም ናይ ሓደ ለይትን መዓልትን ውጽኢት ከምዘይኮነ ክንግንዘብ ኢና። ኣብ መወዳእታ፡ ብዓይነት ኣዝዩ ፍልይ ዝበለ ውጽኢት ዘመዝግብ እቲ ናብ መስርሕ ዘተኩር ኩነተ ኣእምሮ ዘለዎ እዩ። እዚ ደምዳሚ ሓሳብ ብቓላት ናይ ማህተማ ጋንዲ እንክጠቓለል ድማ፡ "እቲ ኣማተር ናብ'ቲ ውጽኢት እናኣማዕደወ ስሉጥ ፍረ ይጽበ። እቲ ወሓለ ሞያተኛ ድማ ናይ ነዊሕ እዋን መስርሕ ሓንጺጹ ይስጉም። ናብ ግዝያዊ ዓስቢ ድማ ኣየተኩርን።"

ኣብ መንን ናብ መስርሕ ምትኳርን ንውጽኢት ሃንቀው ክትብል ምንባርን ዘሎ መሰረታዊ ፍልልይ በዚ ሎሚ እዋን ኣብ ሃገርና ዘሎ ኩነታት ብቐሊሉ ክንግንዘቦ ዝከኣል እዩ። ናይ መስርሕ ዝኾኑ ሰባት፡ መስርሕ ህንጻት ሃገር ነዊሕን ዝተሓላለኸን መንገዲ ምዃኑ ተገንዚቦም፡ ዓዓቕሞም ኣብ ምብርካትን፡ ነዊሕና ከይበሉ ኣብ ምግልጋልን ይርከቡ። ብኣንጻሩ ድማ ገሊኦም፡ "መኣስ'ዩ ለውጢ ዝመጽእ፧" እናበሉ ሃንቀውታኦም ክገልጹን ዓቕሎም ክጽብቡን ዝረኣየሉ ኩነታት ትዕዘብ። እዚ ኣጸቢቕና ክንርደኦን ክንመሃሮን ዘሎና መሰረታዊ ፍልልይ እዩ። እንተኽኢልና ድማ. . . ።



# ርእስኻ ማዕረ ሕልምኻ

ኤርምያስ ሰሎሞን

ርእሰይ ግዲ ንኢሳ፡ ኩሉ ሳዕ ንእሽቶ ነገር እየ ዝሓልም። ዓቢ ሕልሚ፡ ሃተፍተፍ ምባል ኮይኑ'ዩ ዝስምዓኒ። ኩሉ'ቲ ኣነ ምሒር ዘድንቖ ነገራት፡ ከማይ ወዲ-ሰብ ዝገበሮ ኾይኑ ኣይስምዓንን'ዩ። ይግበር-ኣይግበሮ ብዘየገድስ፡ ንምንታይ'የ ዓቢ ነገር ዘይሓልም? ጽሑፈይ፡ ኣብ ከንዲ ንስኻትኩም ጥራይ፡ ብዙሕ ካብ ህዝቢ ዓለም እና'ንበቦ እንተ ሓለምኩስ እንታይ እኸውን? ኣነ ግና ከመይ ኢለ'ሞ ክሓስቦ? በየናይ ርእሰይ!? ከምኡ እንተ ዝሓልም ነይረ፡ ነዚ ከንዲ ፍረ ኣድሪ ዓቕመይ ከዕብዮ ምፈተንኩ'ሞ፡ ገለ ቀኑም ነገር ዘሎዎ ኣገዳሲ ዕዮ ድማ ምዓየኹ። ኣነ ዝኣነ ግና በዛ ንእሽቶ ርእሰይ ንኣሽቱ ነገራት ጥራይ እናሓሰብኩ "እነብር"።

***

ኩሉ-ሳዕ፡ ሳእንኻ ማዕረ እግርኻ እንተኾይኑ'ዩ ዝምችእ። ዓቐን እግርኻ ንሳእንኻ ይቈጻጸሮ። ኣብ ሕልሚ ግና ብኣንጻሩ ይመስለኒ። ርእስኻ ዘይኮነ ንሕልምኻ ዝቈጻጸር፡ ሕልምኻ'ዩ ንርእስኻ ዝቈጻጸሮ። ሕልምኻ እንተ ንኢሱ፡ ርእስኻ ይጸብብ'ሞ ቀጥ ኣቢሉ ይሕዘካ። ሕልምኻ እንተ ገዚፉ ድማ ርእስኻ ዘለቕለቕ ይብለካ'ሞ፡ "ወስኽ! ወስኽ!" ኢሉ ይእዝዘካ።

ካብ ምሕማይ፡ ምሕላም ከም ዝምቅር መቸም፡ እቲ ንኽልቲኡ ዝፈተነ እዩ ዝፈልጦ። እቲ ኣዝዩ ክቡር ግዜና፡ ንኽንሓልምን ሕልምና ንኽነተግብርን እንተ'ነውዕሎ ከመይ ሰናይ ነገር እኮ'ዩ።

***

ውሑዳት ዘይኮንና ሰባት፡ ኣብ ሕልሚ በቃቓት ኢና። ገሊኦም "ሰማይ'ዩ ደረተይ!" እናበሉ፡ ገሌና ድማ ሕልምና ካብ ጸኍሪ ርእስና ዘይሓልፍ! ደራሲ በየነ ሃይለ ኣብ'ታ "ኣበይ ኣሎ እቲ ሕልምኹም?" እትብል ኣብ መጽሔት መንእሰይ ዘውጽኣ ዓንቀጽ፡ ከምዚ ኢሉ'ሎ፡-

"...ንናሕሲ መሬት ዝፈርሑ፡ ኣብ ውሽጢ ናሕሲ ገዛ ምሽኳዕ ከየዘውተሩ ኣይተርፉን። እቲ ናሕሲ መሬት ንብዙሓት ዘፍርሕ እዩ ዝመስል። እምብዛ ስለ ዝገዘፈ፡ ብናይ ሰብ ሕልሚ ክመልእ ዝኽእል ኣይመስሎምን። ብስነ-ጥበብ፡ ብስነ-ፍልጠት ወዘተ. እንተ መሊኡ ድማ ነቶም ፈላጣት ዝብሉ ጥራሑም ከየትርፎም ዝጭነቑ እንተኾኑ መን ይፈልጥ።"

እስከ እንታይ'ዩ ሕልምና? ንነብስና ባዕልና ንሕተታ። "ሕልሚ ወዲ-ሰብ ከምዚ ክኸውን ኣሎዎ" ምባል፡



ንባዕሉ ኣብ ኣእምሮ ወዲ-ሰብ ቀይዲ ምፍጣር'ዩ። ንሓደ ሰብ፡ "ሕልምኻ ንኢሱ ኣሎ" እንተ በልካዮ፡ ሓልዮት'ዩ። "ሕልምኻ ገዚፉ'ሎ" እንተ ኢልካዮ ግና ኣብ ርእሱ ዓጋቲ ናሕሲ ከም ምቕማጥ እዩ።

ሕልምኻ ኣብ ቤትካ ጥራይ ዝቕመጥን ብናሕሲ ቤትካ ድማ ዝውሰንን እንተ ኾይኑ፡ ተግባራትካ'ውን ንእኡ እዩ ዝውከል። ዓለምካ ገዛኻ ጥራይ ስለዝኾነት፡ እቲ ዝለዓለ ክትሓልሞ እትኽእል ነገር፡ ጽቡቕ ቤት፡ ምዕሩግ ናውቲ ገዛ፡ ጽብቕቲ በዓልቲ ቤት... እዩ። ምሉእ ዕድመኻ'ውን በዚኦም ጥራይ ኢኻ ክትሓስብ ክትነብር። ካብ ቤትካ እንተ ወጺኣካ፡ ዋላ'ውን እንተ ተሰደድካ፡ ኣእምሮኻ በቶም ኣብ ቤትካ ዝቕመጡ ሂወት ዘሎዎምን ዘይብሎምን ነገራት ጥራይ ስለዝሓስብ፡ እቲ ኣብ ከርስን ናሕስን መሬት ዘሎ ማእለያ ዘይብሉ ጸጋታት ከየስተውዓልካሉ ትሓልፍ። እቲ ዘሕዝን ድማ ኣብ ከንዲ "ኣብ ቤቱ ይነብር ነይሩ" ትብሃል፡ "ኣብ ዓለም ይነብር ነይሩ" ዝብል ክብሪ ትለብስ።

***

ንዝሓለፈ ጌጋ እንተ ተመሃርካሉ እምበር፡ ብጣዕሳ እንተ ጕሃኻሉ ትርጉም የብሉን። ብፍላይ እቲ ኣብ "ዓውደ ሕልሚ" ዝዓበየ ዕድልን ዝነቕሐ ህዋስን ዘውንን መንእሰይ፡ ናይ ባዕሉ ሕልሚ ክህሉዎ ይግባእ። ጽባሕ፡ ድሕሪ ጽባሕ... እናበለ፡ ኣብ ምሉእ ዕድመኡ ክፍጽሞም ዘሎዎ ሕልምታት ክሰላስል ኣለዎ።

ሕልምኻ ካባኻ ክገዝፍ፤ ካባኻ'ውን ክነውሕ ይግባእ። ሕልምኻ ኣብ መሬት እንተ ኣቐሚጥካዮ፡ ንስኻን ካልእ ሓላፍ መገድን ክትረጋግጽዎ ኢኹም። ብቐደሙ'ውን ኣብ ታሕቲ ስለ ዘቐመጥካዮ እንተ ዓነወ ኣየገርምን እዩ። ስለዚ ሕልምኻ ኣብ ኣዝዩ በሪኽ ቦታ፡ ኣብ ሰማይ ኣቐምጦ'ሞ፡ ኩሉ ሳዕ ድማ ኣማዕድዎ። ናብኡ ገጽካ ድማ ብረር... "ኣርከብኩኻ! ሓዝኩኻ!" በሎ ንሕልምኻ። ኣብ ክንዲ ምስቶም ሕልሞም ኣብ ኢዶም ሒዞም ዝኸዱ ሰባት፡ ምስቲ ኣብ ሰማይ ዘሎ ሕልምኻ ተዘናጋዕ። ነዛ መሬት ብሕቶታት ኣጨንቃ። ኩሉ ነገር ስለምንታይ ከምኡ ከም ዝኾነ ክትፈልጥ ጻዓር። ብመልሲ ወዲ-ሰብ ኣይትዕገብ፤ ባዕልኻ'ውን ክትድህስስ ፈትን።

ካብቲ መኪና ዝዘውር ሰብ፡ በቲ መኪና ዝመሃዘ ሰብ ክትቀንእ ይሓይሽ። ካብቲ ነፋሪት ዘብርር፡ እቲ ነፋሪት ዝመሃዘ ከም ዝበልጽ መን ይኸሕዶ? ስለዚ፡ ኩሉ ሳዕ መወከሲኻ እቲ ዝበለጸ፡ ሕልምኻ ድማ ኪኖ ዝበለጸ እንተኾይኑ'ዩ ርእሰኻ ዝዓቢ። እምበር፡ ደገምቲ ደኣ ተዘሪኦምዋ ኣለዉ ነዛ ምድሪ። እቶም ዓቢ ነገር ዝሰርሑ ግና፡ ብሕጂ'ውን ካብኡ ዝዓቢ ነገር ክሰርሑ ስለ ዝሓስቡ፡ ብዙሕ ድምጺ ኣይገብሩን እዮም፤ ስለዚ ኢና ኸኣ ብዙሕ ዘይንሰምዖም።

ኣብዛ ዓለም፡ ብፍላይ ከኣ ኣብዛ ናይ ሎሚ ዓለም፡ ዓቢ ሕልሚ ንኸይንሓልም ዝገብሩና ቀንጠ-መንጢ ነገራት ማእለያ የብሎምን። ዘብለጭልጩ ነገራት፡ ዳንኬራ መዘናግዒታት፡ ምርኢታት ወዘተ. ኩሎም'ዚኦቶም፡ ብእተፈላለዩ ማዕከናት፡ ዕላላት፡ ጽውጽዋያት... ናብ ኣእምሮና ይስኹዑ'ሞ፡ ሕልምና ንሳቶም ይኾኑ። ብሓጺሩ፡ ኣብ ክንዲ ንሕና ከም ሕልምና እንኸውን (ሕልሚ እንተ ነይሩና ማለት'ዩ)፡ ነቲ "ከምዚ ሕለሙ" ዝብሃለና ነገራት ንለቕሞ'ሞ፡ ኣብ መወዳእታ ድማ ከምኡ ንኸውን።

ብኣንጻር ናይዚ ድማ መስተውዓልቲ እንተኼንና፡ እዛ ናይ ሎሚ ዓለም ካብቲ ዝሓለፈ ዘመናት ንላዕሊ ንኽትሓልመላ ኣዝያ ምችእቲ እያ። ምኽንያቱ፡ በዓል ፈርዲናንድ ማጀላን ንዓለም ብውቅያኖስ ዘይሮማ ተባሂሎም ከቢሮም እዮም። ነዚ ጉዳዮም በዚ ናይ ሎሚ ምዕባለ'ሞ ንርኣዮ፡ "እዝስ ኣየናይ ዓቢ ነገር ኮይኑ እዩ'ሞ?" ክንብል ንኽእል ኢና። ምኽንያቱ፡ ኣሽንኳይዶ ኣብ ውሽጢ ዓለም ዘሎ ማይን መሬት ተዳህሲሱ ኢልና ክንግረምሲ፡ ወዲ-ሰብ ናብ ወርሕን ናብ ካልእ ክፉል ኣድማስን ከይዱ ኢልና ምግራም ካብ እንገድፎ'ኳ ዓመታት ሓሊፉ ኣሎ። እዚ ዘረድኣና ነገር እንተ'ሎ፡ ዓቕሚ ወዲ-ሰብ ሓያል ምዃኑን ክሕለም ዝግብኦ ድማ ደረት ከም ዘይብሉን እዩ።

እሞ፡ ኣብዛ ብዝርአ ነገራት ምግራም ገዲፉቶ ዘላ ዓለም፡ እንታይ ኢና ክንሓልም እንውዕል? ኣብዛ ዓለም ንዓመታት ተቐሚጥናስ ሕልምና ንዋታዊ ሃብቲ ንምርካብ ጥራይዶ ይኸውን?

'ጸዓዱ' ጥራይ ዓቢ ሕልሚ ዝሓልሙን ዝትግብሩን መንእሰያት ኣጋጢሞምኹም ይኾኑ እዮም። ኣብ ቀረባና ድንቂ ሕልሚ ሓሊሞም፡ ሕልሞም ጋህዲ ዝገበሩ ኣያታት እኮ ኣለዉና - ተጋደልቲ!

ኣብ እዋናም፡ 'ናጽነት' ዝበል ባህ ዘብል ሕልሚ ምስ ሓለሙ፡ ክንደይ ሰብ ኣባጭዪሎም ይኸውን'ዩ። እቲ ዝነበረ ስርዓት እውን ንሕልሞም እናኣቈናጸበ ብኣጋ ክድህኮም ፈቲኑ እዩ። ሕልሚ ናይቶም ናይ ፈለማ ተጋደልቲ ግና ሕልሚ ናይቶም ኣሰርም ዝሰዓቡ፡ ጸኒሑ ድማ ሕልሚ ሓፋሽ ስለ ዝኾነ፡ እቲ ዘይግሃድ ዝመስል ዝነበረ ሕልሚ ጋህዲ ኾይኑ።

መሲልካ እንታይ ኣምጺእካ እዩ። ዓቢ ብድሆ፡ ብዓቢ ሕልሚ እዩ ዝፍታሕ።

ታሪኽና ታሪኽ ዓቢ ሕልምን ምጽማምን እዩ። ሓደ ካብቲ ዝዓበየ ትርጉም ህላወ ሓደ ሕብረተሰብ ሓርነት እዩ። ናጽነት ዘይብሉ ግና ኸኣ ናጽነት ዝደሊ ህዝቢ እንታይ ይገብር? ይቃለስ! ናጽነት ኣዝዩ ዓቢ ዕላማ ስለ ዝኾነ ኣዝዩ ክቢድ ዋጋ ይሓትት። ኣብ መስርሕ ምድላይ ናጽነት፡ ኣካልካ ይስንከል ግና ትቕጽል፡ ብጾትካ ትቐብር ግና ትስጉም፡ ህዝብኻ ይሳቐ ግና ኣይትድሃለን... ቦቃ ዕላማኻ ከይረኸብካ ብዝኾነ ሸግር ኣይትፈግድን! እምበር እቶም ተቓለስቲ፡ ብጾቶም ኣብ ጎኖም ክድፍኡ እንክለዉ ኣስካሕኪሖም ንድሕሪት እንተ ዝምለሱ፡ መሬት ብኹናት ምስ ጸልመተ እንተ ዝድሃሉ፡ ህዝቢ ድማ ብግፍዕታት ጸላኢ ሰኪሑ፡ "ሕጂከ እንታይ ክንደግም!" ኢሉ እንተ ዝፈግድ ናጽነት ምመጸዶ?

ኣብዚ እዋን ድማ ኤርትራ ከም ሃገር፡ ንሕና ድማ ከም ህዝቢ ንሰግሮ ዘሎና ብድሆታት ቀሊል ዘይምዃኑ ርዱእ እዩ። ስለዚ ዘሎና ብድሆታት ኣብ ውሽጢ ብድሆታት ናይቲ ሃገር ኣእቲና እንተዘይርኢናዮ፡ ሕልምና ውልቃውን ንእሽቶን ኰይኑ እዩ ዝተርፍ። ብኣንጻሩ፡ ኩልና ኣብ ዓቢ ሕልሚ እንተሰሚርና፡ ውልቃዊ ሕልምና ንእግረ-መገዲ እዩ ዝሰምር። እዚ ሃገር፡ ብሕልሚ ሓፋሽ እንተመጺኡ፥ ብድሆታቱ ድማ ብሕልሚ ሓፋሽ እዩ ዝስገር። ክጥዕመና እንተኾይኑ፡ ሃገር ክጥዕማ ኣሎዎ። ሓደ ኣካል ሕብረተሰብ ክግዳዕ፡ እቲ ኻልእ ድማ ክጥዕሞ ጥራይ ዝሓልም እንተኾይኑ፡ ዓቢ ፍታሕ ክመጽእ ኣይክእልን እዩ።

ኣብዚ ዓዲ፡ ኩሉ ሰብ በብደረጃኡ እዩ ነዛ ሃገር ተሰኪምዋ ዝኸይድ ዘሎ። ሓቂ'ዩ፡ ስጋ ዝለበስና ፍጡራት ስለ ዝኾንና፡ ኣብ ሰከም ድማ ዕረፍቲ ንደሊ፥ መብረ ንደሊ። ሰከምካ፡ ሃገር እንተኾይና ግና መብረ የልቦን። እምበር፡ በብውልቅናን ብደረጃ ስድራቤታትን ዝገጠመና ብድሆታት ድኣ እዚ ኢልካ ዝግለጽ መኣስ ኰይኑ። ሳላ ተዓጻጻፍነትና ስለ ዝሰገርናዮ እኮ ኢና ከም ህዝቢ ዘለና። ሳላ መብረ ዘይደለናላ ድማ እዛ ሃገር ኣላ! ክትህሉ ድማ'ያ. . . ጥራይ ሓያልን ብልጽግትን ሃገር ንሕለም።

# ብኸመይ ጥበበኛ ትኸውን?

እንጅ. ሚኪኤል ኣዳም

**ትርጉም ጥበብ**

ጥበብ ብቅዓት እዩ። ተመክሮ፣ ፍልጠትን ቅኑዕ ፍርዲ ናይ ምሃብን ብቅዓት። ተመክሮ፡ ፍልጠትን ቅኑዕ ፍርዲ ናይ ምሃብን ብቕዓት ተኣሳሲሩ ዝረኣ ናይ ተግባር ወይ ውሳነ ቅኑዕነት እውን እዩ።

ኣብ ዝተወሰነ ግዜ፡ ኣብ ሕብረተ ሰብ ዝምዕብል ፍልጠት ወይ መትከል ተባሂሉ እውን ይግለጽ እዩ፡ ጥበብ።

**ኣብ መንን ጥበብን ፍልጠትን ፍልልይ ኣሎዶ፤**

ፈላጥ ዶ ጥበበኛ፤ ኣየናይ ይበልጽ፤ እቲ ሓደ ብዘይ እቲ ካልእ ይህሉ ድዩ፤ ኣየናይ'ከ ይቕድም፤

ጥበብን ፍልጠትን ምስ ምህሮ ዝተኣሳሰሩ ቓላት እዮም። ብዙሕ ግዜ እውን ገማጢልና ንጥቀመሎም ኢና። ግን ከኣ ፍልልይ ኣለዎም።

ብፍልጠት ክንጅምር፡ ፍልጠት እንታይ እዩ፤

ፍልጠት፣ ከም ውጽኢት መጽናዕቲ ወይ ዳህሳስ እተኻዕብቶ ጭብጢ ወይ ሓቂ እዩ። ፍልጠት ካብ መጻሕፍቲ፡ መጽናዕቲ ብምኽያድ ወይ ኣዕሚቕካ ብምሕሳብ'ዩ ዝርከብ።

**ጥበብ'ከ እንታይ እዩ፤**

ጥበብ ማለት ሓቂ ወይ ቅኑዕ ፈሊኻ ንምፍላጥ ዘኽእል ሓይሊ እዩ። ጥበብ ካብ ተመኩሮ ድሕሪ ነዊሕ ግዜ ዝጥረ እዩ።

ሓደ ሰብ፡ ብዛዕባ ሓደ ኣርእስቲ፡ እንተ ብንባብ፡ መጽናዕቲ ብምኽያድ ሓደው ጭብጥታት ብምሽምዳድ ፈላጥ ክኸውን ይኽእል እዩ። ጥበብ ግን ብኸምኡ ኣይትጥረን እያ። ዕሚቑ ርድኢትን፡ ኩነታት ኣብ ግምት ኣእቲኻ ቅኑዕን ጌጋን ናይ ምውሳን ክእለትን የድልያ እዩ።

ሓደ ስሙ ክዝክሮ ዘይከኣልኩ ደራሲ ከምዚ ዝስዕብ በለ፦

**"ፍልጠት እንታይ ከትዛረብ ከም ዘለካ ምፍላጥ እዩ። ጥበብ ከኣ መዓስ ከም ትዛረብ ምፍላጥ እዩ።"**

በዚ መሰረት፡ ጥበብ ካብ ፍልጠት ዝያዳ ይሕረ። ስለ'ዚ ፈላጥ ካብ ምኧንሲ ጥበበኛ ምኧን ከምዝበልጽ እንተደምደምኩ ቂር ዝብሎ ሰብ ዘሎ ኣይመስለንን።

**ኣገዳስነት ጥበብ ኣብ ህይወት**

ጥበብ ኣብ ህይወትና ኣገዳሲ ተራ እያ ትጻወት።

1. ንኹሉ እቲ እንደልዮ፡ ብዝበለጸን ንህይወትና ናብ ሓዲጋ ብዘየቃልዕን መገዲ ንክንረኽቦ ዘኽእል ሓይሊ ትህበና። እዚ ማለት ሃዲእና ንኽንሓስብ ስለትድርኽና፡ ንዝጀመርናዮ ዕዮ ኣብ ሓጺር ግዜን ብውሑድ ጻዕርን ንኽንዓምም ተኽእለና።

2. ጥበብ፡ ንሰብ ኣብ ጸገም ከይኣቱን፡ ዘጣዕሶ ውሳኔ ብሃታህታ ከይወስድን ንኽሕየብ ዘኽእሎ ርእሰ-ዲሲፕሊን ትጽግዎ እያ።

3. ጥበብ፡ ንሰብ ተጸዋሪ ንክኸውንን ንሰብ ዝምስጥ ጠባይ ንኸማዕብልን ትሕግዞ።

4. ጥበብ፡ ወዲ ሰብ፡ ምስ ካልኦት ሰባት ንዝህልዎ ዝምድናን ማሕበራዊ ክእለታትን ንኽዕቢ ተኽእሎ።

**ጥበበኛ ሰብ ከመይ ዝበለ እዩ፤**

1. ክፉት ኣእምሮ ኣለዎ። ጥበበኛ ሰብ ንዝኾነ ሓድሽ ሓሳብ ንኽሰምዕን ንኽቕበልን ዘኽእሎ ትዕግስቲ ኣይጐድሎን እዩ። ንዝኾነ ሓሳብ ህድእ ኢሉ ብምስማዕን ብምስልሳልን ይጠቕም ድዩ ኣይጠቕምን ይምርምር እምበር፡ ብሃውሪ ኣይነጽጉን እዩ። ነቲ ኣብ መንጎ ሰባት ዝህሉ ናይ ኣረኣእያ ፍልልይ ከም ባህርያውን ቅቡልን ወሲዱ ድማ ካብኡ ክረብሕ እምበር፡ ምስ ካልኦት ጽልኢ ኣብ ምስዋርን ኣብ ምጕዳእን ኣየውዕሎን እዩ።

2. ጥበበኛ ሰብ፡ ንገዛእ ርእሱ ብፍልጠትን ሞያን ብምህናጽ ኣብ ሕብረተ-ሰቡ እወታዊ ኣበርክቶ ንምግባር ብትግሃት ዝዓዪ ሰብ እዩ።

3. ጥበበኛ ሰብ፡ ኩሉ ሳዕ ንነገራት ብዓይኒ ይቕረ ምብህሃልን ከየካበደን ስለዝምልከቶም፡ ንዝበድልዎ ሰባት ይቕረ ናይ ምባልን ናይ ምሕዳግን ብርተዐ ኣለዎ። ይቕረምባል ናይ ለባማትን ወራዙትን ብርቱዓትን ሰባት እዩ። እቲ ይቕረ ዘይብልን ሕነ ክፈዲ ዝህንደድን ግን እቲ ብዓል ጸቢብ ኣእምሮ ምኧኑ እዩ ዝኣምን።

4. ጥበበኛ ሰብ፡ ጽን ኢሉ ናይ ምስማዕ ክእለት ኣለዎ። እዚ ብቕዓት'ዚ ድማ'ዩ፡ ንዝተጸገሙ ሰባት ጸገሞም ተረዲኡ መፍትሒ ዝኾነም ሓሳባት ንኽልግሰሎም ዘኽእሎ። ብተወሳኺ ጽን ኢሉ ብምስማዕ ካብ ናይ ካልኦት ተመኩሮ ይቐስም እዩ። ነቲ፡ ኩሉ ሳዕ ንምስማዕ ቅልጡፍ፡ ንምዝራብ ግን ደንጓዪ ኩን ዝብል ብሂል ብግብሪ ይነብረሉ።

5. ጥበበኛ ሰብ ሕጉስ እዩ። ቀንዲ ምንጪ ሓጐሱ ኸኣ፡ እቲ ዝኾነ ከታሪ ካብ ኣእምርኡ ክወስዶ ዘይክእል ዓቢ ሃብቱ ማለት ጥበብ እዩ።

6. ጥበበኛ ሰብ ትሑትና የዘውትር። ብዘለዎ ፍልጠት ኰነ ተመኩሮ ኣይምካሕን፡ ሓደው ንኻልኦት ኣየስተናዕቕን እዩ።

7. ጥበበኛ ሰብ፡ ንኻልኦት ብኸምቲ

ዘለውዎ እምበር ብኽም'ቲ ክኾንዎ ዘለዎም ኣይኮኑን ዝቕበሎም። ብዙሓት ሰባት፡ ንኽምኣቶም ሰባት ክቕይርዎም ይፍትኑ እዮም። ኣይዕወቱን ድማ። ብሰሪ'ዚ ድማ ዝምድናኦም ይሕርፍፍ። እቲ ጥበበኛ ግን፡ ኣብ ብዙሕነት ጠባይ ጽባቐዩ ዘናዲ።

8. ጥበበኛ ሰብ፡ ብዘይ ቅድመ ኩነት ንሰባት የፍቅርን ይድግፍን።

**እሞ'ኸ ደኣ ብኸመይ ጥበበኛ ክትከውን ይከኣል፧**

ጥበበኛ ክትከውን እንተደሊኻ፡ ነዞም ዝስዕቡ ባህርያት ሰብ ጥቡብ ክትላበሶም ጽዓር።

1. ጥበበኛ ሰብ፡ ቅድሚ ምዝራቡ ይሓስብ። እዚ ሰብ፡ ነቲ፡ ቃላትካ ሓንሳብ ካባኻ ምስ ወጹ ኣይምለሱን'ዮም፡ ዝብል መትከል ይኑብረሉ'ዩ። ስለዚ ጥበበኛ ሰብ፡ ኩሉ'ቲ ዝዛረቦ፡ ከም ዘይጠዓሰሉ ፈሊጡ እዩ ዝዛረብ። ስለ'ዚ ቅድሚ ምዝራብካ፡ ክልተ ግዜ ደኣ ሕሰብ።

2. ጥበበኛ ሰብ፡ ካብ ናይ ካልኦት ሰባት ጌጋ ይምሃር። ሽሕ'ኳ ገዛእ-ርእስኻ ምስ ካልኦት ሰባት ምውድዳር ዘይግባእ እንተ ኾነ፡ መብዛሕተኦም ኣብ ደቂ ሰባት ዝረኣዩ ጉድለታት ግን ተመሳሰልቲ ብምዃኖም፡ ካብ ናይ ካልኦት ጌጋ ምምሃር ኣገዳሲ እዩ።

3. ጥበበኛ ሰብ፡ ንተግባራቱን ዝወስዶም ምርጫታትን ምሉእ ሓላፍነት ይስከም። ነቶም ብዝወሰዶም ውሳኔታትን ዝተፈጥሩ ሳዕቤናት ድማ ብትብዓት ይገጥሞም እምበር፡ ንኻልኦት ኣብ ምጥንቃንን ምውንጃልን ግዜኡ ኣየባኽንን እዩ። ስለ'ዚ ጥበበኛ ንምዃን ንተግባራትካ ምሉእ ሓላፍነት ክትወስድ ዘኽእል ትብዓት ይሃሉኻ።

4. ሓደ ዝኣኽናፈን ኣዕዋፍ ብሓደ ይበራ ከም ዝበሃል፡ ጥበበኛታት ምስ ከምኣቶም ዝመስሉ ጥበበኛታት እዮም ምሕዝነት ዝምስርቱ። ጥበበኛ ንምዃን እምበኣር ምስ ጥበበኛታትን ለባማትን ሰባት ደኣ ተመሓዘ።

5. ጥበበኛታት ብዛዕባ ገዛእ-ርእሶም ብወድዓዊ ኣገባብ ርእሰ-ገምጋም የካይዱ እዮም። እቲ ዘካይድዎ ርእሰ-ገምጋም ዕለትን ወቕትን ኣይፈልን እዩ። ርእሰ-ገምጋም ንምክያድ፡ ሓድሽ ዓመት ኮነ ካልእ ኣጋጣሚ ኣይጽበዩን እዮም። ምኽንያቱ፡ ንጥበበኛ ሰብ፡ ነብሲ ወከፍ መዓልቲ ሓዳስ ዕለት ስለዝኾነት።

ዝኸበርኩም ኣንበብቲ፡ ሰብ ጥቡብ ንኽትኾኑ እምበኣር፡ ገዛእ ርእስኹም ብወድዓዊ ኣገባብ ብምምርማር፡ ንሕማቕ ጐንታትኩም ክትኣልዩ፡ ነቲ ጽቡቕ ከኣ ብዝበለጸ ክተሀብትምዎ ዘኽእሉ፡ ኣገደስቲ ሕቶታት፡ ካብ'ታ "ሕሰብ'ሞ ክትህብትም!" ዘርእስታ መጽሓፍ ዝተወስደ፡ ገዛእ-ርእስኻ ንምምርማር ዘኽእሉ ሕቶታት ኣካፈለ፡ ጽሑፈይ ከዛዝም፦

1. ብዙሕ ግዜ፡ ሕማቕ ይስምዓኒ'ሎ፡ ብምባል ምኒን ትብል'ዶ፧ ስለምንታይ'ከ፧

2. ኣብ ሰባት ብቐሊሉ ጉድለት ናይ ምርካብ ልምዲ ኣለካ'ዶ፧

3. ኣብ ስራሕካ ብዙሕ ግዜ ጉድለት ትፍጽም'ዶ፧ ስለምንታይ፧

4. ንሰባት ትሕጭጨሎም'ዶ፧

5. ብዕላማ ዘፍረስካዮ ዕርክነት ኣሎ'ዶ፧ ስለምንታይ፧

6. ካብ ጌጋኻ ትመሃር'ዶ፧

7. መዓልታዊ መጽሓፍ ተንብብ'ዶ፧

8. ገዛእ-ርእስኻ ትቈጻጸር'ዶ፧

ጥቡብ ብምጥራይ፡ ንገዛእ-ርእስናን ከባቢናን፡ ከም'ቲ ንኹሉ ዘብርህ ኣብ ፋና ዝተሰቕለ መብራህትን ንመግቢ ዘመቅር ጨውን ደኣ ንኹን።



## ትውፊት

# ሓወልቲ ወርቂ

*ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጫረ)*

“ድሕሪ ዕስራን ክልተን ዓመት ኣጋይሽ ክረኩብ እየ፣ ኣይትሓዘሉይ ቆጸራና ከነስግራ ኢና።” በለኒ ስብሃቱ ከሰተ፡ ኣብ ናይ ዜሮ ሰዓት። ምስራዝ ቆጸራ ንበዙሕ መደባት እዩ ዘዕንው። ኣብ ኣፋን ዕርበታን ምስ ዝኸውን ከኣ ሚዛን ክብደቱ ይውስኽ።

“ካበየናይ ዓዲ ዝመጽኣ ኣጋይሽ ድኣ ኮይነን?” ዝብል ሕቶ ውሽጣይ ብልሳነይ ከይገደፍኩ፡ ንሓሳባቱ ተቐበልክዎ። ነታ ዓንቀጽ ኽጽሕፉ ሓበሬታ ንዘሃበና ኣሰናዳኢ መጽሔት መንእሰይ መስፍን ጉብረሂወት ብምሕባር መዓልቲ ቆጸራ ቀየርና። ኣብ’ቲ ስክፍታ ዝመርሖ ድምጺ ስብሃቱ፡ ናይ ሓጎስ ቃና ከም ዝነበሮ ኣስተብሂለ ነበርኩ። ኣብ ዳግማይ ርክብና፡ ቅድሚ ካልእ ሕቶ ብዛዕባ እተን ኣጋይሽ ክፈልጥ ተሃወኽኩ።

“ሂማንን ሄለን ምስ ደቃን እየን።” በለኒ ገጹ ከም ብርሃን ጸሓይ እናተኸልዐ።

“ኣዝማድ ድየን?” ደረብክሉ ሕቶ፡ ነቲ ካብታ መዓልቲ ትዓበይን ካብታ ሰዓት ትበልጽን ዕለት ከም ዘይነበረቶ ዝገለጸለይ ስብሃቱ ከሰተ።

“ሂማን በዓልቲ ቤቱ ኢያ ንጉብረብርሃን ይርጋው መንገሻ። ሄለን ከኣ እታ እንኮ ጓሉ። ፈለማ ኣብ ቡሽካ ተፋሊጥና። ድሕሪ ካልኣይ ወራር ወያነ፡ ኣብ ጾሮና ተፈላሊና።”



በለኒ ንሕንቅንቅታ ድምጹ እናተቖጻጸረ። ነቲ ዓሚቊ ዝኸሪታት ኣብ ኣእምሮኡ እናሰኣለ።

ብ5 ግንቦት 1998፡ ኣባላት ስለያ ሓይልታት ምክልኻል ኣብ መሬት ኤርትራ ከባቢ ደምበ ኣስመራ ተንቀሳቐሱ። ተዓልዮም ዝመጹ ሰራዊት ወያነ ኣብ ልዕሊ እቶም ኣባላት ሃንደበት ተኹሲ ከፈቱሎም። ንኣርባዕተ ኸኣ ወግኡሎም። እታ ኣብ ቡሽካ ዝነበረት ኣሃዱ ተጋዳላይ ጉብረብርሃን ይርጋው መንገሻ፡ “ስለምንታይን ንምንታይን ተኹሲ ከም ዝኸፈቱ ምስ ሰራዊት ወያኔ ክትረዳዳእ ወጋሕታ ናብ’ቲ ቦታ ከደት። ሽዑ’ውን ኣዝጊቦም ጸንሑ። ቅድም ሰራዊት ኤርትራ ሰራዊት ህዝባዊ ግንባር ኢና ክብሉ ፈተኑ። ዝጠቐስዎም ሰራዊት ግን ብድሕሪኦም እምበር ብቕድሚኦም ከም ዘይነበሩ ርግጸኛታት እዮም። ብመደብ ዝመጹ ወተሃደራት ወያነ ተኩሱሎም። ሽውዓተ ካብኦም ሽዑ ተሰውኡ። ካብ ካልእ ሓይሊ ክረድእ ዝመጸ ተጋዳላይ’ውን ኣብኡ ሃረምዎ፡ ተሰውአ። ጉብረብርሃን ይርጋው፡ መራሕ ሓይሊ ነበረ። ንስብሃቱ ኸኣ ናይ ፈለማን ናይ ቀረባን ሓላፊኡ ጥራይ ዘይኮነ፡ ከም ኣቦኡ ዘኽብሮን ምስ ስድራኡ ጽቡቕ ዝምድና ዝፈጠረሉን ተጋዳላይ እዩ። ገሊጹ



ሱቤ ምስ ብጾቱ ኣብ ድሮ ካልኣይ ወራር




**ብ6 ግንቦት 1998 ኣብ መጀመርታ ወራር ወያኔ ዝተሰውኡ ብጾት ሱቤ**
*(ሱቤ ዲዛይን ገይሩ ሰኒድዎ ዝጸንሐ)*

ዘይውድኦ ዓሚቑ ፍቕርን ኣኽብሮትን ከኣ ነበሮ። ኣብ ዕላልና ንስብሃቱን ነታ ወያኔ ወራር ኣብ ዝጀመረሉ ዝተሰውአ ተጋዳላይ ገብረብርሃን ይርጋው መንገሻ፡ ፈለጥኩ።

ስፖርተኛ ስብሃቱ ምስ ምጅማር ወራር ወያኔ ዝተኣሳሰር ዓሚቑ ሓበሬታን ፍሉይ ተመኵሮ ህይወትን ኣለዎ። ንዝኽርታት'ውን ብዓሚቑ ስምዒትን ረቂቕ ዝርዝራትን ክገልጾ ኣይጽገምን። ንኣርእስተ ዕላልና ካብ ዳሕረዋይ ፍጻመ፡ ናብ ምጅማር ወራር ወያነን ቀዳሞት ስዉኣት ናይቲ ወራርን ክቕንዮ መረጽኩ። ምኽንያቱ፡ ንስብሃቱን ሞያኡን ኣባል ኣካያዲ ቦርድ ራድዮ ኑማን ዛራን ኣብ ዝነበርክሉ እየ ዝፈልጦ፣ ብመገዲ ጋዜጠኛ ስፖርት ኣማኑኤል ኣልኣዛር።

ብ1979 ቤተ ገብርኤል ዓዲ ኳላ ተወሊዱ፡ ኣብኡ'ውን ዓብዩ። መባእታ ቤት ትምህርቲ ቤተ ገብርኤል፡ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ ኸኣ ኣብ ዓዲ ኳላ ዛዚሙ። ኣባል ሓምሻይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት'ውን እዩ። ካብ ቀንልዕነቱ ጉያያይ ዝነበረ ስብሃቱ፡ ድሕሪ እቲ ኣብ መንጎ ካልኣይን ሳልሳይን ወራር ዘጋጠሞ ስንክልና፡ ኑቲ ብኣትለቲክስ ጉያ እግሪ ዝሰኣና ፍቕሪ ስፖርት ብፓራ ኦልየምፒክ ረኺብዎ። ኤርትራውያን ዲያስፖራ ፕሮፈሽናል መወዳደሪት ብሽግሌታ ንምግዛእ ብዘካየድዎ ሓያል ጻዕሪ፡ ኣብ ትሽዓተ ዓበይቲ ኣህጉራዊ ውድድራት ባንዴራ ኤርትራ ኣንበልቢሉ፡ ምስ ናይ ዓለም ብሉጻት ናይ ፓራ ኦልየምፒክ ተወዳዲሩን ማዳልያ ክሸለምን በቒዑ። በዓል ሓዳርን ኣቦ ሰለስተ ውሉዳትን ስብሃቱ፡ ንሓዉ ኣብ ዓለምለኻዊ ውድድር ኣትለቲክስ ክበጽሕ ዝዓለመን ንኸምኡ ብጻዩ ኣብ ፓራ ኦልየምፒክ ክወዳደር ብሽግለታኡ ዝወፈየ እዩ።

ኣብ ሓሙሻይ ዙርያ ግቡእ ወተሃደራዊ ታዕሊም ዝቐሰመ ስብሃቱ፡ ድሕሪ እግሪ ጉዕዞ፡ ኣብ ኮር 2001፡ ሓይሊ ገብረኪዳን ይርጋው ተመዲቡ። ነዊሕ ከይጸንሐ ከም ፐርሰናል ሓይሊ ተሳሒቡ። ምስ'ቲ ኣብ መጀመርታ 1980ታት ዝተሰለፈ ተጋዳላይ ገብረብርሃን ይርጋው መንገሻ፡ ጥራይ ዘይኮነ ኸኣ ምስ'ታ ኣብ ቡሽካ ሓዳርን ናብራን መስሪታ ዝነበረት በዓልቲ ቤቱ ተጋዳሊት ሂማን ጽቡቕ ዝምድና ፈጢሩ። ገብረብርሃን ይርጋው፡ ኣብ ቡሽካ ድሕሪ ናጽነት ብደገፍ ስድራኡ ክልተ ክፍሊ ዝሰርሓላን ሓዳሩ ዝወጻላን ከባቢ ብዕድል ብዙሕ ኣይርሓቕን።

"ካብ ምሉእ ኮር ብጨመተ ተኸፊሲ ቀዳማይ ዝወጽአ ገሬ፡ ናይ መሪሕነት



ብቕዓቱ ኣብ ወተሃደራዊ መዳይ ጥራይ ኣይነበረን። ኣብ ማሕበራዊ ህይወት ፍሉይ እዩ ኔሩ። ንኣባላቱ ብስፖርት ባህልን ምዝንጋዕን ናይ ምውዳብ ጽቡቕ ክእለት ኔሩዎ" ይዝክር፡ ነቲ ብኣባላቱ ዝነበሮ ኣኽብሮትን ፍቕርን ንምግላጽ።

" ሊጋስን ለዋን እዩ ኔሩ። ሓንቲ ኣብነት ክህበካ። ሓደ ግዜ ኣብ ቡሽካ ከለና፡ ተጋዳላይ ናይዝጊ ኣስራት፡(ወዲ ትኹል) ዓዲ ንዝነበረ ስድራኡ ምምልላስ ምስ ኣሸገሮ፡ ኣብ ቡሽካ ክራይ ገዛ ክረኽበሉ ሓቲትዎ። ኣብ ጽቡቕ እዋን ዝተሰርሓ ገዛ ኣሎኒ ኢሉ ካብተን ክልተ ክፍሊ ገዛኡ እታ ሓንቲ ሂብዎ" ይምስክር ስብሃቱ፡ ንብጻይነትን ተኻፋልነቱን። ተጋዳላይ ናይዝጊ ኣስራት፡ ብወዲ ትኹል ይፍለጥ። ናብ ገድሊ ብሓባር እዮም ተሰሊፎምን ተጓዒዞምን። ኣብታ ሓይሊ ቀዳማይ መራሕ ጋንታ ከኣ እዩ። ከሰክፎ ኢሉ ዘይኮነ ክራይ ክረኽበሉ ዝሓተቶ ብጸዩ፡ ደሞዙን ዓቕሙን ኣብ ግምት ብምእታዉ ካብተን ክልተ ክፍሊ ነታ ሓንቲብናጻ ዝሃቦ። ንሶም ኣብ ሓንቲ ሓይሊ ክልተኦን ኣንስቶም ሓሓንቲ ቈልዓ ሒዘን ኣብ ሓንቲ ህንጻ ተቐመጣ። ፍቕሮምን ናይ መወዳእታ ጉዕዞኦም'ውን ብሓባር ቀጺሉ።

" ወያነ ወራር ተዳልዩ ወራር ከፊትልና። ሓይልና ክንረዳዳእ ምስ ከድና ሸሞንተ ኣባላትና ቀቲሎምልና። እቶም ሸሞንተ



ስወኣትና፡ መራሕ ሓይሊ ገብረብርሃን ይርጋው መንገሻ፡ መራሕቲ ጋንታ ዘርኣብሩኽ ብርሃነ ሓድጉን ናይ'ዝጊ ኣስራት ገብረመድህንን እድሪስ ጅምዕ፡ ዓሊ መድሓመድ፡ ዘርኣይ ዑቕባ ስላሰ፡ ኣስመሮም በላይን ተወልደ ጴጋይን ነበሩ። ረዳት ምስ መጽኡና ሰራዊት ወያኔ ሃዲሞም። ንስወኣትና ኣብ ሻምብቆ ቀቢርናዮም" የዘንትው ነቲ ዝነበረ ከም ናይ ሕጂ ፍጻሜ እናስተማቐረ። ህይወት እተን ክልተን ሓሓደ ቈልዓ ሒዘን ኣብ ቡሽካ ዝነበራ ኣንስቲ ስውኣት ናበይ ኣበላ? ዝብል ሕቶ ክልዓል ንቡር እዩ።

"ኣብ ካልኣይ ወራር ደሃይ ናይቲ ኣብ ቐረባአን ዝተሰውኡ ግን ከኣ ንእአን ዝተሓብአን ንምፍላጥ ላዕልን ታሕትን ኢለን፣ ብፍላይ ሂማን በዓልቲ ቤቱ ገብረብርሃን ይርጋው ናብ ጾሮና መጺኣትና። ኣጋጣሚ ዕረፍቲ እናወጻኹ ኣብ መገዲ ረኺባትኒ። ከዛርባ ስለ ዘይከኣልኩ፡ ናብ መራሕ ቦጦሎኒ ክትከይድ ነጊረያ። "ቦታ ቐይሩ" ምስ በላ ክትጥርጥር ኣይተሸገረትን ተጋዳሊት እያ። ብድሕሪ'ዚ ተጣፊእና። ስንክልና ኣጋጢሙኒ'ውን ክረኽባ ኣይክኣልኩን። በመገዲ ሓደ ኣብ መዕዓስከር ደንደን ናብ ዘመዱ ዝደወለ ሰብ ኣቢለ ድሕሪ ነዊሕ ዓመታት ድምጻን ሰሚዐ" በለኒ።

ኣብዚ እዋን፡ እታ ጓል ኣርባዕተ ዓመት ዝነበረት ጓል ስዉእ ሄለን ገብረብርሃን፡ ብህጻና ካብ ብሱኻ ተፈናቒላ ናብ ኣፍዓበትን ባረንቱን ተኸላቢታ እያ። ሎሚ ግን ዓብያን ዓቕሚ ሄዋን በጺሓ ተመርዕያ ኣደ ኣርባዕተ ውሉዳት ኮይና ኣላ። ኣብ ቡሽካ ትነብር ኣላ። ጓል ወዲ ትኹል'ውን ከምኡ ኣብ ባረንቱ ሓዳራ ትመርሕ ኣላ።

"ኣብ 2021 ፍልይቲ ዓመት እያ። ሂማን ምስ ጓላ ሄለን ጥፍኣት ወያነ ርእየን። ናብ ሻምብቆ ብምኻድ ኣብ መቓብር ሰማእታት በጺሐን። ሄለን ህጻናት ደቃ፡ መቓብር ሸሞንተ ሰማእታት ኣርእያቶም።" ዘዕለልኦ ነገረኒ ስብሃቱ።

ደሃይ ስብሃቱ ኸስተ ምስ ሰምዐ ብዘይውዓል ሕደር ካብ ቡሹካ ኣደን ጓልን ምስ ደቀን ኣስመራ መዓስከር ደንደን መጺኣንኦ። እቲ ለይለይ መንእሰይ ኣብ ዓረብያ ስንኩላን ግን ከኣ ምስ ምሉእ ሓበንን ሓቦን ጸንሐን። ሳልስቲ ምስኡ ቀንየን።

" እንተዝኸእል ሓወልቲ ወርቂ ናይ ሸሞንተ ሰማእቲ መስራሕኩ ኢላትኒ ሄለን ጓል ስዉእ ገብረብርሃን ይርጋው መንገሻ፡" በለኒ ስብሃቱ ዕላልና እናከዝዘሞ።



ኣካዳሚ



# ብሓባር ምጽናዕ፡ ውጽኢታዊ ሜላ ኣጸናንዓ

ጀሚል ስዒድ

ትምህርቲ ብተበግሶ ተመሃራይ'ዩ ዝዕወት። ተመሃራይ ንኽምሃርን ክፈልጥን ናይ ገዛእ ርእሱ ድርኺት ዝለዓለ ቦታ ይሕዝ። ካብቲ መምህር ኣብ ክፍሊ ዝምህረካ ፍልጠት፡ እቲ ባዕልኻ ንገዛእ ርእስኻ ዝመሃርካያ ዝያዳ ኣድማዒን ተዘካርን ይኸውን። ተመሃራይ ብድርኺቱ ንኽምሃር፡ ባዕሉ ክምሃርን ንመዘንኡ ክምህርን የድልዮ። እዚ ንምግባር ንዕኡ ዝመስሉ ናይ መጽናዕቲ ጕጅለ ከቕውም የድሊ።

ኣብ ሰሙን ክልተ ወይ ሰለስተ ግዜ ብሓባር ኬንካ ምጽናዕ፡ ካብ ኵሉ ግዜ በይንኻ ምጽናዕ ዝሓሸ እዩ። እዚ ጽሑፍ እዚ ንጥቕምታት ብሓባር ኬንካ ምጽናዕ፡ ብኸመይ ናይ መጽናዕቲ ጕጅለ ትምስርትን ምስ ብጾትካ ብሓባር ኣብ ተጽንዓሉ እዋን ክውሰዱ ዘለዎም ጥንቃቐታትን ዝገልጽ'ዩ።

ጥቕምታት ብሓባር ኬንካ ምጽናዕ፡-

- ተበግሶ (ድርኺት) ናይ መጽናዕቲ ኣብ እተተፍኣሉ እዋን፡ ብጾትካ ናብ ናይ መጽናዕቲ ሃዋህው ክትኣቱ ክሕግዙኻ ይኽእሉ።
- ኣብ ክፍሊ ብዝተፈላለየ ምኽንያት ሕቶ ክትሓትት ትወላወል'ሞ ከይሓተትካ ስቕ ትብል። ናይ ሓባር መጽናዕቲ ኣብ ተካይደሉ እዋን ግን ብቐሊሉ ደስ ዝበለካ ሕቶታት ምስ ብጾትካ እናተሓታተትካ ከተጽንዕ ትኽእል።
- ብሓባር ኬንካ ምጽናዕ፡ ሓለፉ ብምንባብ ብሓባር ክትዘራረብን ክትመያየጥን ስለ ዘኽእለካ፡ እቲ ተጽንዖ ጽሑፍ ዝያዳ ኣብ ኣእምሮኻ ንኽሰርጽ ይሕግዝ።
- ቅድሚ ሕጂ ትፈልጦ ዝመስለካ ዝነበረ፡ ብጌጋ ተረዲእካዮ ዝነበርካ፡ ካብ ኣባላት ናይ'ታ ጕጅለ ብዝተፈልየ ዝፈልጥዎ ክህልዉ ስለ ዝኽእሉ ክእርሙኻ ባይታ ይፈጥር።
- ንስኻ ዘይትጥቀመሉ ዝነበርካ ዝያዳ ውጽኢታዊ ዝኾነ ኣገባብ ኣጸናንዓ፡ ካብ ኣባላት ጕጅለ ከካፍሉኻ ይኽእሉ።
- ኣብ ክላስ ብመምህር ዝተዋህበካ ጽሑፍ ምስ ናይ ብጾትካ ከተዋዳድሮን ገለ ሃጓፋት ንኽትምልኦን የኽእል።
- ነቲ ትፈልጦ ንኻልኦት ክትገልጸሎም እንከለኻ፡ ነቲ ዓውደ-ትምህርቲ ዝያዳ ብዝነጸረ ንኽትፈልጦ የኽእለካ።
- በይንኻ ኬንካ ምጽናዕ ሓደ-ሓደ እዋን ኣሰልቻዊ ስለ ዝኸውን፡ ብሓባር ምጽናዕ፡ ንመጽናዕቲ መቐረት ይውስኸሉ።

ምቛም ናይ መጽናዕቲ ጕጅለ

- ነቶም ኣብታ ናይ ምጽናዕቲ ጕጅለ ኣባላታ ክኾኑ እትደልዮም፡ ጠባያቶም ኣጽናዓዮ። ሓደ ኣባል ንክኸውን ክትመርጽ ነዞም ዝስዕቡ ሕቶታት መልሶም። መልሶም "እወ" ክኸውን ድማ ኣለዎ። "እዚ ተመሃራይ'ዚ ናይ መጽናዕቲ ተበግሶ (ድርኺት) ኣሎዎዶ? ንናይ ካልኦት ሰባት ሓሳባት ይቕበል ድዩ? ምስዚ ተመሃራይ'ዚ ክሰርሕ ይደሊ ድዩ? ኣብ ትምህርቱ ዘሎዎ ውጺኢት ኣዕጋቢ ድዩ?
- እቶም ኣባላት ክኾኑ ዝደለኻዮም

## ሸሑራዊት

ሓደ ቍጽሪ ሕሰብ፣ 25 ደምረሉ፣ ነቲ መልሲ ብ2 ኣርብሓዮ፣ 4 ኣጒድለሉ፣ ሸዑ ን2 ምቐሎ። ካብቲ ውጽኢት ነታ መጀመርታ ዝሓሰብካያ ቍጽሪ ኣጒድላ፣ መልሲኻ 23 ዶ ኾይኑ!?

ንመጽናዕቲ ዓድሞም፡ ካብ 3-5 ተመሃሮ እኹላት እዮም። ካብ 5 ንልዕሊ ክኸውን ኣይምረጽን።

ብሓባር ኳንኩም መዓስን ንኽንደይ ሰዓታትን ኣበይን ከም እተጽንዑ ወስኑ። ኣብ ጽምዋ ቦታ ክልተ ወይ ሰለስተ ግዜ ኣብ ሰሙን ምርኻብን ካብ 60-90 ደቓይቕ ምጽናዕን ውጺኢታዊ'ዩ።

ዕላማ ምትእኽኻብ ጉጅለ ንጹር ይኹን። ንኣብነት፤ ኖት ንምውድዳር፡ ንምይያጥ፡ ንፈተና ምድላው፡ ብሓባር ዕዮ-ገዛ ንምስራሕ፡ ወዘተ። ኩሉ ኣባል እታ ጉጅለ ሓደ ዓይነት ስራሕ ክሰርሕ ይግባእ።

ጉጅለ መራሒ ይሃሉዋ። እዚ መራሒ ኩሎም ኣባላት ንሓደ ዕላማ ይሰርሑ ምህላዎም ዘረጋግጽን ስርዓት ዝሕሉን'ዩ። መራሒ ጉጅለ በብተራ ክቕያየር ይኽእል።

ገለ ምቅይያራት ምስ ዝህሉ ብቐሊሉ ንኣባላት'ታ ጉጅለ ንምሕባር፡ ኣድራሻ ናይ ንፍሲ-ወከፍ ኣባል ይመዝገብ።

ባህርያት ዕውት ናይ መጽናዕቲ ጉጅለ

- ነፍሲ ወከፍ ኣባል ተርኡ ይጻወት።
- ሓደ ኣባል ጥራሕ ኣብ ሓደ ግዜ ይዛረብ፡ ዝተረፉ ከኣ ጽን ኢሎም ዘረብኡ ከየቋረጹ ይሰምዕዎ።
- ኣባላት ብተገዳስነት ንስራሕ ቅሩባት ኰይኖም ይመጹ።
- እታ ጉጅለ ብዘውጽኣቶ ውጥን መሰረት ትምራሕ።
- ሓደ ኣባል ንዘልዓሎ ሕቶ፡ ዝተረፉ ኣባላት ንምምላሱ ተወሃሂዶም ይሰርሑ።
- ኣባላት ንሓድሕዶም ይከባበሩ።
- ኣባላት ንሓድሕዶም ንኽነቓቕፉ (ንሃናጺ ነቐፌታ) ናጽነት ኣሎዎም። ከምዚ ምግባር፡ ኣባላት ድኽመታቶም ከለልዩን ብኸመይ ከም ዝብርትዑ ክፈልጡ ይጠቕሞም።
- ኣባላት ሕቶ ክሓቱ ናጽነት ኣሎዎም።
- ካብ መወዳእታ ናይ መጽናዕቲ ክፍለ-ግዜ ኣባላት ኣብ ዝመጽእ ክፍለ ግዜ እንታይ ከም ዝገብሩ ውጥን የውጽኡ።

ክውሰዱ ዘለዎም ጥንቃቐታት

- እታ ናይ መጽናዕቲ ጉጅለ ካብ ዘውጸቶ ውጥን ንዝተፈለየ ምኽንያት ከይትባኾር ምጥንቃቕ።
- እታ ጉጅለ ናብ መጽናዕቲ ደኣ'ምበር ናብ ዕላል ከይተድህብ ምጥንቃቕ
- ከይተዳለው ዝመጽኡ ኣባላት ከይህልው ምጥንቃቕ፡
- እቶም ጉጅለ ኣብ ዝእከብሉ እዋን፡ ኣብ ክንዲ ናብ መጽናዕቲ ናብ ምሕማይ መምህራንን ናብ ምምራር ብርትዐ ናይ ዓውደ-ትምህርቲ ወይ ኣብ ክፍሊ ዝተፈጸመ ንጥፈታት ከየድህቡ ምጥንቃቕ
- ሓደ ወይ ክልተ ኣባላት ጥራሕ ነቲ ጉጅለ ከይብሕትዎ ምጥንቃቕ። ኩሎም ኣባላት ማዕረ መሰልን ማዕረ ተሳትፎን ክህልዎም ይግባእ።




*ጠማዕ ዝኣበኡ ተመሃራይ*

መምህር፥ ኣቦኻ ንወርሒ 300 ናቕፋ የእቱ ንበሎ። ፍርቂ ካብዚ ኣታዊኡ ንኣደኻ እንተ ሂቡዋ፡ እንታይ ሒዙ ይተርፍ።

ተመሃራይ፥ ወቕዒ ልቢ።

***

*ገርሂ ተመሃራይ*

ኣቦ፥ ሓሚቕካ፣ ትሑት ነጥቢ ኣመዚግብካ። እንታይ'ዩ እቲ ምኽንያት?

ተመሃራይ፥ ብኩራት።

ኣቦ፥ ኣብ መዓልቲ ፈተናስ ኣብኩርካ?

ተመሃራይ፥ ኖኖእ! እቲ ቅድመይ ኮፍ ዝብል እምበር።

***

*ብዘይ ኩታኻ ወለል*

መምህር፥ እዚ ግጥሚ ብሓቂ ባዕልኻ ጽሒፍካዮ?

ሲራክ፥ እወ።

መምህር፥ መለስ ንጉስ! ጽቡቕ ሌላ ይግበረልና።



## ኣመል ምድንጓይ ብኸመይ ትፍወሶ፤

**ኣመል ምድንጓይ እንተ'ሎካ እዞም ዝስዕቡ ብምግባር፡ ኣብቲ ዝተመደበ ግዜ ውጽኢታዊ ስራሕ ክትሰርሕ ትኽእል፡-**

1. ኑብሰ ምልዓል ኣዘውትር፣ "እዚ ዕዮ ብዓወት ክዛዝሞየ፡" "ክሰርሖ ዘይክእል ዕዮ የለን፡" በል።
2. ቀዳምነታት ስራሕ፣ ኣየናይ ዕዮ መጀመርታ፡ ኣየናይከ ይስዕብ ፍለ።
3. ብዝተኻእለ መጠን ንሓደ ዕዮ ምስ ጀመርካዮ ክትውድኦ ፈትን።
4. ትሰርሓሉ ቦታ ምቹእ ይኹን።
5. ኣብቲ ብኣድማዕነት ክትሰርሓሉ ትኽእል ግዜ ጥራይ ስራሕ።
6. ንሓደ ዓቢ ዕዮ ናብ ንእሽ-ንእሽ ዝበሉ ብምግባእ ከተማሕድሮም እትኽእል ዕዮታት መቓቕሎ።
7. ብሓባር ኳንካ ስራሕ።
8. ንብርትዕ ዝበለ ዕዮ ንመማህርትኻ ወይ መምህርካ ሕተት።
9. ነፍሲ-ወከፍ ዕዮ መዓስ ከም ዝዕየ መደብ ኣውጽእ።
10. ስራሕ ከባኽሩን ክርብሹን ዝኽእሉ ነገራት ካባኻ ኣርሕቆም።
11. ኣብ መንጎ ናይ ዕዮ-ኽፍሊ ግዜ ሓጺር ናይ ዕረፍቲ ግዜ ይሃልኻ።
12. በቲ ዝበርተዐን ደስ ዘይብለካን ጀምር።
13. ንሓደ ዕዮ ምስ ወዳእካዮ ንኡብስኻ ከሓሳ።

ሃብሮም

# “እንቋዕ ካብ ሕብረተ ሰብ ኤርትራ ተፈጠርኩ”

## መንእሰይ ደያኒት ሃይለ




**ደያኒት ሃይለ፡ ኣብ ኢትዮጵያ ከተማ ኣዲስ ኣበባ’ያ ተወሊዳ። ክሳብ ሻዱሻይ ክፍሊ ኣብኡ ተማሂራ። ብ1998 ምስ ምጅማር ወራር ወያኔ ናብ ኣመሪካ ኣምሪሓ። ቅሩብ ጸኒሓ ናብ ካናዳ ከይዳ። ኣብኡ፡ ኣባል ሃማመተኤ ጨንፈር ካናዳን ኣባል ማሕበረኮም ኤርትራን ብምዃን ሃገራዊ ተሳትፎኣ ጀሚራ። በብእዋኑ እናሐየለቶ ብምምጻእ፡ ኣብዚ እዋን ኣብ ውዳበታት መንእሰያት ህግደፍ፡ ሃማደኤ፡ ማሕበረኮምን ሽማግለ በዓላትን ዕዙዝ ኣበርክቶ ኣብ ምግባር ትርከብ።**

*"Grass Root Community Development"* **እተባህለ ዓይነት ትምህርቲ ዘጽንዐት ደያኒት፡ ኣብ ርእሲ`ቲ ኣብ ሃገራዊ ውዳበታት ትገብሮ ዘላ ተሳታፍነት፡ ካብ 2021 ኣትሒዛ፡ ኣደ መንበር ሃማደኤ ኣብ ዞባ ካናዳ ኮይና ትሰርሕ ኣላ። ናይ ሎሚ ሃብሮም ጋሻና ገይርናያ ኣሎና።**

### ◆ቋንቋ ትግርኛ ጽቡቕ ኢኺ ትመልኪ። ብኸመይ ኣማዕቢልክዮ?

እቲ መሰረት ካብ ስድራይ'ዩ። ካብ እዋን ቁልዕነትና ኣብ ገዛና ብቛንቋ ትግርኛ ክንዛረብ ጥራሕ'ዩ ዝፍቀደልና ነይሩ። ኣምሓርኛ ይኹን እንግሊዝ ክንዛረብ ይፍቀደልና ኣይነበረን። እንተ ተዛሪብና ከም ስርዓት ኢና ንግናሕ። ኣብ ገዛኹም ስለምንታይ ብቛንቋኹም ዘይትዛረቡ ኢና ንበሃል። ባባእሞ ኸኣ ሓንቲ ቃል ናይ ባዕዲ ኣብ ሞንጎ ቋንቋና ክንሕውስ ኣየፍቅደልናን'ዩ ነይሩ። ብተወሳኺ ናብ ማሕበረኮም ኤርትራ ኣብ ኣዲስ ኣበባ ጋዜጣ ሓዳስ ኤርትራ ብቐጻሊ ትመጽኣና ስለ ዝነበረት፡ ሲጋእ ጋእ እናበልና ንትሕዝቶኣ ነንብቦ ኔርና። ከም ውጽኢቱ ኸኣ ጋዜጣ ሓዳስ ኤርትራ ነቶም ሽዕኡ ቆልዑ ዝነበርና ቋንቋና ኣብ ምዕቃብ ዓቢዩ ግደ ነይርዋ'ዩ። ትምህርቲ ምስ`ተዓጽወ ኸኣ ካብ ኣዲስ ኣበባ ናብ ኤርትራ ንዕረፍቲ ንመጽእ ነይርና ኢና። ኣብ ዓድና ምስ ኣባላት ስድራ ይኹን መሓዙትና ብትግርኛ ነዕልል ስለ ዝነበርና ኸኣ ሓደ ካብቲ ብልጫታት'ዩ። እዚ ኹሉ ተደማሚሩ ኸኣ ብቋንቋ ትግርኛ ጽቡቕ ንኽዛረብ፡ ንኽንብብን ንኽጽሕፍ ሓጊዙኒ። ዓብዩ መኽሰብ እዩ ንዓይ።

### ◆ንብድሆታትን ዕድላትን ኣብ ወጻኢ ዝነብሩ ኤርትራውያን መንእሰያት ብኸመይ ትገልጾዮ?

እቲ ብድሆታት ይኹን እቲ ዕድላት ካብ ሃገር ናብ ሃገር ይፈላለ ምኽኑ ርዱእ እዩ። ቡቲ ብድሆታት ክጅምር እንተ ኾይኑ ካብ ሃገርካ እንተ ወጺእካ ናበየነይቲ ሃገር ኬድካ ብዘየገድስ ስደት ምኻኑ ኣይተርፎን እዩ። ካብ ዓድኻ፡ ስድራኻ፡ ኣዕሩኽቱኻን መሓዙትካን ተፈሊኻ ምንባር ቀሊል ኣይኮነን። ናፍቖት ኣሎ፡ ሽግር ናይ ቋንቋ ኣሎ፡ መነባብሮኻ ንምጥጣሕ ትጉብሮ ላዕልን ታሕትን ኣሎ፡ ብዓቢኡ ኸኣ ጸቕጥን ጭንቀትን ኣሎ። ቃልሲ እዩ። ምስ ብዙሕ ምስ ናትካ ዘይቃዶ ባህልን ልምድን ዘለዎ ሕብረተ ሰብ ምንባር ናይ ገዛእ ርእሱ፡ ናቱ ሓያል ዝኾነ ብድሆ ኣለዎ። እቲ ዕድላት ብግቡእ እንተ ተጠቒምካሉ ማለት'ዩ፡ ናይ ትምህርቲ፡ ናይ ተክኖሎጂ፡ ናይ ተመኩሮ ምጥራይ ዕድላት ክህልዎ ይኽእል`ዩ።

### ◆ኣብ ዝሓለፈ ንጽጉማት ደቂ ኣንስትዮ ሓገዝ ኣበርኪትክን ኔርክን። ብዝዕባዚዶ መብርሂ ክትህብና?

እቲ ሓሳብ ኣብ ካናዳ ከተማ ኤድሞንተን ትነጥፍ ኣኽበረት እተባህለት ኣባል ሃመደኤ እያ ኣበጊሳቶ። ስለዚ እቲ ዕዮ ብተበግሶ ኣብ ኤድሞንተን ዝቕመጣ መንእሰያት ደቀንስትዮ እዩ ተዓሚሙ። እቲ ሓሳብ ምስ መጸ ክሳብ ናብ ኣባላት ማሕበረ ኮምን ካልኦት ግዱሳት ዜጋታትን ልሒሙ። ተሳትፎ ናይ ደቂ ተባዕትዮ ብሕልፊ ናይ መንእሰያት ዝነበሮን ኣጋጣሚ ምስ ምምጻእ ናትና ናብ ኤርትራን ድማ ተሳሲጡ። ብዙሕ ዝጋነን ኣይኮነን፡ ብወገነይ ንእሽቶ ኣበርክቶ እዩ እየ ዝብሎ። እቲ ዝዓበየ ቍም ነገር እቲ ዘመሓላልፎ መልእኽቲ እዩ። ኣብ ወጻኢ እንቕመጥ ዜጋታት፡ ሽሕ ግዜ ብኣካል ንረሓሓቕ፡ መንፈስና ናብ ዓድና፡ ናብ ህዝብናን መንግስትናን እንተ ጌርና፡ ንእሽቶ ሓገዝ የለን። እቲ ምትእስሳር ከኣ ብኡ መጠን እናዓበየ ይመጽእ። ንሕልናኻ ይኹን ንሞራልካ እውን ሓጋዚን ኣቐሳንን እዩ።

### ◆ኣብዚ ኣብ ዝጸናሕክሉ እዋን እንታይ ተዓዚብኪ?

ኣዝዩ ብዙሕን ዘሐጉስን ትዕዝብትታት እዩ ዘሎኒ። እቲ ቀዳማይ ህዝብና ኣብ ምትግባር ቅጥዕታት ምክልኻል ኮቪድ-19 ዘለዎ ንቕሓትን ብቕዓትን እዩ። ብሕልፊ ኣብ ከተማታት ኣዝዩ ዝድነቕ'ዩ። ኣብ ተለቪዥንን ካልእ

መራኽቢታትን ብስእሊ ዝርእዮ ዝነበርኩ ዲጋታትን ምስኡ ዝተኣሳሰር ፕሮጀክትታት ልምዓትን እውን ብዓይነይ ክርእዮ ዕድል ረኺበ። ኣብ መንደፈራ፡ ዓዲኳላን ከረንን ዝርኩብ ፕሮጀክትታት መንእሰያት ደቀንስትዮ'ውን ክዕዘብ ዕድል ረኺበ። ኣብ ዝካየዱ መደባት ስነ ጥበብ፡ ሓባራዊ ዘተን መመረቕታ ስልጠናታትን እውን ተሳቲፈ። ናብ ገጠራት ብምንቅስቓስ ስድራ ቤተይን ባህሊ ሃገረይን ከስተማቕር ክኢለ'የ። ብኣጠቓላሊ፡ ልዑል ተሳታፍነት መንእሰያት ዘለዎ መደባትን ንጥፈታትን ተዓዚበ። መንእሰያት ብዓቢኡ ኣብ ምክልኻልን ድሕነት ሃገር ኣብ ምውሓስን ዝጉበርዎ ዘለዉ ዝድነቕ ዕማም ድማ ናይ ኩላትና ሓበን እዩ። ኣብ ካሕሳኣም የውዕለና ዙብል'ዩ። ሳላኣም ተሓቢንና፡ ከቢርናን ኮሪዕናን ንነብር ኣሎና። ኣብ ኩሉ'ቲ ንነብሮ ውዳበታት እውን ድርዒ ይኾነና ኣሎ። እቲ ካባና ዝድለ ክንነብርን ክንተሓጋገዘን ከኣ ወትሩ ድሉዋት ኣሎና።

**◆ኤርትራ ብምዕባለ ናብ'ቲ ኩላትና ንበህጎ ጥርዚ ክትበጽሕ፡ ተራ ናይ'ቲ ኣብ ወሽጥን ደገን ዝቕመጥ መንእሰይ እንታይ ኮይኑ ይስመዓኪ?**

ነፍሲ ወከፍ ኤርትራዊ መንእሰይ ኣኣብ ዘለዎ፡ ቢታ ዘላቶ ሞያን ዓቕምን ብንቕሓትን ብተወፋይነትን እጃሙ ከበርክት ክኽእል ኣለዎ። እቲ ኣብ ውሽጢ ዘሎ መንእሰይ ተራኡን ኣበርክቶኡን ርኡይ ስለዝኾነ፡ ካባይ ምኽሪ ይኹን ማዕዳ ዘድልዮ ኣይኮነን። እቲ ኣብ ወጻኢ ዝነብር መንእሰይ ግና ኣበርክቶኡን ተሳትፎኡን ኣብ ሃገር ከዕቢ ዘለዎ ኮይኑ ይስመዓኒ። ኣብ ውዳበታት መንእሰያት ህግደፍ ይኹን ሃማደኤ ደዩ ካልእ ኮማዊ ውዳበታት ተሳታፍን ኣበርካትን ክኾውን ኣለዎ። ኣብ ወጻኢ ዝረኸቦ ሞያን ክእለታትን ብኸመይ ኣብ ረብሓ ሃገር የውዕል ከይደቀሰ ክሓድር፡ ክመኻኸርን ክሓስብን ኣለዎ። ብዛዕባ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ዲፕሎማሲያውን ካልእን ዘለዎ ኣፍልጦ ከዕቢ ኣለዎ።

ኩልና ኣብ ደገ እንቕመጥ ዜጋታት ብሕልፊ መንእሰያት፡ ኣብ ዓድና ናይ ሕሳብ ኣካውንት ከፊትና ኣብ ባንክታት ናይ ሃገርና ገንዘብ ከነቐምጥ ክንክእል ኣለና። ከምቲ ኣብ ውሽጢ ሃገርና ጥብ ንዘበለት ማይ ንምዕቃብ ዝካየድ ዘሎ ወፍሪ፡ ንሕና ኣብ ውሽጥን ወጻእን ሃገር እንቕመጥ መንእሰያት ድማ ንህልው ኩነታት ብዝግባእ፡ እናኣንበብናን ንዘገጥሙና ተጻብኦታት እናበዳህናን ናብ ዝለዓለ ጉዕዞ ህንጸት ናይ ሃገር ምምራሽን ምኽታትን ከድልየና'ዩ።

**◆ፖለቲካዊ ንቕሓት መንእሰያት ንምብራኽ ከ?**

ካድረታትና ታሪኽን ባህልን ኤርትራ ኣብ መንእሰያት ብፍላይ ከኣ ኣብ ወጻኢ ሃገር ዝቕመጡ ንኣሽቱ መንእሰያት ብርቀት ከስርጹ ክኽእሉ ኣለዎም። ምኽንያቱ ፖለቲካን ታሪኽን ሃገርካ ምፍላጥን ብዘይቀለዓለም ሓይሊ እዩ።

**◆እዚ ሕጂ ወኒንክዮ ዘለኺ ናይ መራሕነት ብቕዓት መንቀሊኡ እንታይ'ዩ?**

ካብ ህዝቢ ኤርትራ'ዩ ዝነቕል። ምኽንያቱ ካብ ግዜ ቁልዑነተይ ኣትሒዘ ንንጠፈታት ሃማመተኤ፡ ህግደፍ፡ ማሕበረኮምን ሃማደኤን እናተዓዘብኩን ኣብ'ቲ ንጥፈታት እናተሳተፍኩን ዝበለጸ ክብርታት እናወረስኩን እየ ዓብየ።

**◆ኣብ ወጻኢ ሃገራት ብሉጽ ክብርታት ዝዓጠቐ መንእሰያት ኣለዉና ዶ ትብሊ?**

ኣለዉናን ፈረቓን። ኣዴታትና ንባህሊ ኤርትራ ዋላ ኣብ ወጻኢ ከይደንውን ኣይገደፎኦን። ክሳብ ካብ ህንዲ ዝመጸ ዳጉሻ ተጠቒመንየን ኣብ ሃገራውያንን ሃይማኖታውያንን በዓላትና ስዋ ዝጸምቓ። እንተስ ኑቶም ካብ ወጻኢ ሃገር ናብ ኤርትራ ብዝተፋላለዩ ኣጋጣሚታት ዝመጹ ዜጋታት ተማልኡልና ኢለን፡ እንተስ ብገለ ካር ተጣቢበን ውራያት ክኾውን እንከሎ ሜስ ይጸምቃ፡ እንጀራ ይስንክታ፡ ገዓት ይግዕታ፡ ጥሕሎ ይጥሕልዋ፡ ኣባዕኸ ይሰርሓ፡ ኮታስ ባህሊ ዓድና እናኣርኣያናየን ኣዕቢየናና። ክገርምካ ሰብ ምስ ሞተ ዋላ ብኣካል ዘይንፈልጦ ንሸን ዜጋ ብምኳኑ ጥራሕ ገንዘብ ኣዋጺእና ሬሳኡ ናብ ሃገር ኣብ ምስዳድ ክንተሓባበር እንከለና፡ ኢቶም ደቂ ካልእ ሃገራት ኣዝዮም እዮም ዝግረሙ። ሕሉፍ ሓሊፍዎም




ተጸሊልኩም ዲኹም ዝብሉና'ውን ኣለዉ።

**◆ኣብ ግዜ ዘለኪ መረዳእታ?**

ግዜ ብግቡእ እንተ ተጠቒምካሉ የልምዓካ እዩ። እንተ ዘይተጠቒምካሉ ኸኣ በንጻሩ። ከም ደያኒት ኣነ ብዝተኻእለ መጠን ንግዚይ ይጥቀመሉ'የ። ብላሽ ዝባኽን ግዜ ክህልወኒ ኣይደልን። ንሸንቱ ዝጠፍአ ግዜ'ውን የብለይን።

**◆ንተራ ዲፕሎማሲ ኣብ ምፍታሕ ሽግራት ብኸመይ ትገልጽየ?**

ዲፕሎማሲ ቃል ብቓሉ ክትርጎም እንከሎ 'ጥበብ፡ ብልሕን ደሲፕሊንን ማለትዩ።' ዲፕሎማሲ ኣብ መትከልካ ጸኒዕካ ካልኦት ናብ ሓሳብካ፡ ራኢኻን ዕላማኻን ምምጻእ ወይ ናብኢ ናትካ ባህጊ ከም ዝሕወሱ ምግባር'ዩ። ስለዚ ተራ ዲፕሎማሲ ኣብ ምፍታሕ ዝተፋላለዩ ሽግራት ቀሊል ኣይኮነን። ዲፕሎማሲ ካብ ናይ ክልተ ውልቀ ሰባት ሰላምታ እዩ ዝጅምር። ብደረጃ ማሕበራት፡ ትካላትን መንግስታትን'ውን ተመሳሳሊ'ዩ። ንኣብነት ብቕልል ዝበለ ኣነ ኣብ ካናዳ ናይ ሃማደኤ ኣደ መንበር ኣለኹ፡ በዚ መሰረት'ዚ ንዕላማ ሃማደኤ ኣብ ናይ ካልኦት ሃገራት ማሕበራት ደቀ ኣንስትዮ ከስርጽን ተቐባልነት ከምዝህልዎን እንተደኣ ገይረ ዲፕሎማሲ ናተይ ሓያል ኣሎ ማለት'ዩ።

**◆ኣብ መወዳእታ ትብልዮ እንተሎ?**

ኤርትራዊ ምኳን ጥዑም'ዩ። እንቋዕ ካብ ሕብረተሰብ ኤርትራ ተፈጢርኩ። ኪንዮ'ዚ ዝብሎ የብለይን። የቐንየለይ።

***

ሕብረተሰብ



ካብ ህይወት ፓውሎ ኮልዮ

# ዝተመሃርክዎም 4 ቍም ነገራት

*ሳሮን ተስፋይ*

ፓውሎ ኮልዮ፡ ሓደ ካብ'ቶም ህቡባት ጸሓፍቲ ዓለምና እዩ። ብዝያዳ ድማ ቢታ ልዕሊ 33 ሚልዮን ቅዳሓት ዝተሸጠት፡ ከምኡ'ውን ናብ ልዕሊ 81 ቋንቋታት ብምትርጓማ "ዝበዝሐ ቋንቋታት ዝተተርጎመት መጽሓፍ" ተባሂላ ኣብ መዝገብ ክብረ ወሰን ጊነስ ዝሰፈረት "እቲ ኣልከምያዊ" (The Alchemist) እትብል ዓለማዊ ህቡብነት ዘጥረየት መጽሓፉ ይፍለጥ።

ካብ'ተን ብዛዕባ ተሞኩሮ ህይወቱ ዘዘንትዋ መጻሕፍቱ ዝቐሰምክዎ ቀ'ም ነገራት ጽማቕ ትሕዝቶኡ ስዒቡ ይቐርብ፦

**1. "ንድኽማትካ ብብልሚታትካ ተክኣዮ"**

ፓውሎ፡ ብኣካላዊ ብቕዓት ድኹም፡ ኣዝዩ ቀጢንን ሓጺርን ስለዝነበረ፡ ካብ ብስሙ "ፐለ" ብዝብል ሳጓ ይጽዋዕ ነበረ። ትርጉም ሳጓኡ "ቈርበት" ኮይኑ፡ ኑቶም ብመዛኑኣም፡ መማህርቶምን ዝነዓቕን ዝህረሙን ተመሃሮ ዝወሃብ መጸውዒ እዩ ነይሩ።

ነቲ ድኹም ኣካላዊ ብቕዓቱ ኣብ ግምት ኣእቲኻ፡ ፓውሎ ካብ መዛንኡ ክብረት ክረክብ ዘይሕሰብ እዩ ነይሩ። ሳላ ብልሑን መንፍዓቱን ግና ምስ ኩሉ ኣካላዊ ሕጽረታቱ፡ እኳ ደኣ ዓለማዊ ክብርን ዝናን ክረክብ ክኢሉ እዩ።

ብኸመይ ንዝብል ሕቶ፦

እቲ መገዲ ክብረት፡ ካልኦት ሰባት ዘይፈለጥዎ ነገራት ክፈልጥ ብምሕላን፡ መዛንኡን መማህርቱን ኣንቢቦሞ ዘይፈልጡ ዛንታታትን ጽሑፋትን ብዕምቈት ከንብብ ተበግሶ ብምውሳድ ክጉዓዝ ብምኽኣሉ እዩ።

ከም መረዳእታይ፡ ካብዚ ንመሃሮ ዓብዩ ቁም ነገር፡ ዘለዉና ድኽመታት ብሕልፊ ኣካላዊ ምስ ዝኸውን ምሉእ ብምሉእ ክንኣልዮ ከጸግመና ይኽእል እዩ። ኣብ ክንዳኡ፡ ነቲ ዘሎ'ንና ክዉንነት ተቐቢልና፡ ብልጫታትና ኣለሊና፡ በቲ ከነድምዓሉ እንእኽል መገዲ ተጓዒዝና፡ ካብ ካልኦት ሰባት ጸብለል ኢልና ክንወጽእ ተበግሶ ምውሳድ እዩ።

**2. "ምፍሻልካ ዘይኮነ፡ ምስ ፈሸልካ እንታይ ትገብር እዩ እቲ ዘገድስ"**

ፓውሎ ብነብሱ ይተኣማመን ነበረ። ንፉዕ ገጣማይ እዩ ነይሩ። ግና ክዓቢ ከም ዘለዎ ብምእማን ግና፡ ክንዲ ናብ ዓበይቲ፡ ናብ'ተን ክንድ'ቲ ስም ዘይብለን ንኣሽቱ መጽሔታትን ጋዜጣታትን ይሰዶ ነበረ። ሓደ እዋን ኣብ'ታ ግጥሙ ዝሰደደላ ጋዜጣ፡ እዚ ዝስዕብ መልእኽቲ ዘለዎ ዓንቀጽ ኣንበበ፦

"ኩሉኹም ስምኩም ከተዕብዩን መጻሕፍቲ ከተሕትሙን ትህወኹ ዘለኹም ዕቡያት መንእሰያት፡ ኣይትተሃወኹ። ህድእ በሉ። ቅድም ኣብነት ናይቲ ኣብ 15 ዓመታት ኣብ ሰለስተ ክፋላት 144 ግጥምታት ጥራይ ዘሕተመ ካርሎስ ድራሞንድ ዲ ኣንድራደ ክትስዕቡ ሓልኑ"

ፓውሎ፡ ከም ዝኾነ ሰብ ሕማቕ እኳ እንተ ተሰምዖ፡ ነብሰ ምትእምማኑ ብምዕባይ፡ "እንተ" ብዝብል ኣርእስቲ ቀዲማ ተጻሒፋ ዝነበረት ህቡብቲ ግጥሚ፡ ብናቱ ቅዲ ኣጸሓሒፉ ቀይሩ፡ ኣመና ብልጽቲ ግጥሚ ከም እትኸውን ገበረ። ትሕዝቶ እታ ግጥሚ፡ ሽሕ ግዜ ዘናሽዉን ዝዕንቅጹን ሰባት እንተ ገጠሙኻ፡ ብእኡ ከይተሰናኸልካ መገድኻ እንተ ቐጺልካ፡ ንፉዕ ጸሓፋይ ክትከውን ዝዓግተካ ከም ዘየለ እዩ መልእኽታ።

ኣብ ህይወትካ ፍሽለት ኪጋጥመካ ክትርኢ ቀሊል ጉዳይ ኣይኮነን። ኣቐንዛዊ እዩ። ኩሉ ሰብ ነቲ ባዕሉ ዝሰርሖ ስራሕ ኣነኣኢሱ ኣይርእን እዩ፡ ዋጋ ይህቦ'ዩ። ክንንጸግ እንከለና፡ ሓሳባትናን ስምዒታትናን ይዘራረግ እሞ፡ ክልተ ሓሳባት ይፍጠሩ። ኣብ ነብስና ምእማንን ብነብስና ምጥርጣርን። ኣየናይ ኣብ ኣእምሮና ይነግስ ከኣ ቅልስ ይጅመር።

እዞም ክልተ ተጻረርቲ ሓሳባት ክመጹና እንከለዉ ዝመርሓና ገለ ነገር ክህሉ ንደሊ።

ድሕሪ ምንጻግካ ይኹን ምፍሻልካ፡ እንታይ ከምትገብርን ኣብ ምንታይ ከም እትኣምንን ክጠፍኣካ እንከሎ፡ ሕማቕ ሓሳብ'ዩ ኣብ ኣእምሮኻ ዝቕጀለካ። ኣብ ናይ ፓውሎ ዘጋጠመ ምስ እንርኢ ግን፡ እቲ ኣብ ርእሱ ዝነበሮ እምነት እዩ ስዒሩ። እዚ ኸኣ ብሳላ ሕልሙ ንምግሃድ ዝነበሮ ሓያል ኒሕ እዩ።

**3. "ሕልምኻ ንምግሃድ ጽኑዕ ኩን"**

ፓውሎ ህቡብ ጸሓፋይ ክኸውን ሓያል ድሌት ነይርዎ። እቲ ሓያል ድሌቱ ግን ኣብቲ ዝደሓረ ክፋል ህይወቱ እዩ ክገሃደሉ ክኢሉ።

እዚ ዝኾነሉ ምኽንያት ድማ፡ ብቐጻሊ ናይ ስነ ጥበብ ሞያኡ ይቕይር ስለ ዝነበረ እዩ። ከም ገጣማይ፡ ተዋሳኣይ፡ ዳይረክተርን ደራሲ ግጥምታት ደርፊ ወዘተ ብምኳን ሰሪሑ። ዋላ እኳ ኣብ ገለ ዋኒናት ዓወት እንተ ረኸበ፡ ንነብሱ ግን ሕልሙ ህቡብ ጸሓፋይ ምኳኑ ካብ ምዝኽኻር ዓዲ ኣይወዓለን። እቲ ኣብ ሕልሙ ዝነበሮ ሓያል ባህጊ እዩ ኸኣ እዚ ሕጂ ኣግሂድዎ ዘሎ ሕልሙ ክትግበር ሓጊዝዎ።

ካብዚ ንመሃሮ፦ እንሓንሳብ ሕልምታትና ኣብ ውሽጢ ብዙሕ

ስራሕን መጽናዕትን ዝተሓብአ ኢልና ኢና ንሓስብ፤ ኣነውን ከምኡ እየ። ንኣብነት፡- ኣነ ሕጂ ትምህርቲ ሕክምና እመሃር ኣለኹ፡ እቲ ሓቀኛ ባህገይ ወይ ሕልመይ ግና ሓኪም ምዃን ዘይኮነ፡ ናይ ገዛእ ርእሰይ ዋኒን ወይ ትካል ክህልወኒ እዩ። ሽሕኳ ኑቲ ናይ ሕክምና ትምህርተይ እንተ ዘየቋረጽክዎ፡ ኣብ መወዳእታ ክበጽሖ ዝደሊ ምርጫ ግን ኣለኒ። ምናልባት ነቲ ሕልመይ ምስ'ቲ ዝተመሃርክዎ ሞያ ክተኣሳስሮ እፍትን እኸውን። ዘይረ ዘይረ ግና ሕልመይ ክትግብር እየ ክመርጽ።

ንሽኹምውን ከምኡ፡ ኣብ ሕልምኹም ጽንዑ፡ ሕልምኹም እቲ ሓቀኛ ባህግኹም ወይ ዝንባለኹም ስለዝኾነ፡ ብቐሊሉ ክመውት ኣይትሕደግዎ።

**4. "ሕማቕ ሕሉፍካ፡ ንመጻኢኻ ኣየጸልምዶን እዩ"**

ብዛዕባ ሕሉፍ ህይወት ፓውሎ ከንቡብ ከለኹ፡ ሓደ ቃል ኣብ ሓንጎለይ መጽኣኒ።

ፓውሎ ኣብ ትምህርቱ ኣይተዓወተን፤ ተሪፉ። ብሰንኪ ዝተደራረበ ጸገማቱ፡ ኣብ ሕክምና ኣእምሮ ተዓቚቡ፡ ዕጸ ፋርስ ይወስድ ነይሩ። ሰይጣናዊ ባህሪ እናማዕበለ ድማ መጺኡ። ካብዚ ዝኸፍአ'ውን ስዒቡ እዩ። ተረዲእኩም ክኸውን ተስፋ እገብር።

ሕሉፉ ርእየ፡ ኣብ መንጎ ሽዑን ሕጂን ዘሎ ህይወቱ ዘሎ ፍልልይ ኣደንጽዩኒ።

እዚ፡ ዝኾነ ሰብ ኑብሱ ክቕይር እንተ ሓሊኑ፡ ሕሉፉ ንመጻኢኡ ከም ዘይውስኖ እየ ተማሂረ። ንኩላትና ዘገድስ ዓቢዩ ትምህርቲ'ዩ።

ኣብ መብዛሕትና ዘሎ ሽግር፡ ኣብ'ቲ ክንቅይሮ ዘይንኽእል ነገራት ስለ እነተኩር እዩ። ሓቂ እዩ፡ ሕሉፍና ንመጻኢና ክጸልዎ ይኽእል ይኸውን እዩ፡ ግን እቲ ጽልዋ ልዕሊ ዓቕን ከይዱ ብገዛእ ርእሱ ከስፋሕፍሕ ከነፍቅድ የብልናን።

ሕሉፍና ንህይወትና ክንበየ ከነፍቅድ የብልናን፡ እቲ ክንገብሮ ዘለና ነገር፡ ኣብ ህሉው ብምትኳርን ንመጻኢና ክንቈጻጸሮ ምኽኣል እዩ።

ኣብ መወዳእታ፡ ብጥቕሲ ናይ ፓውሎ ካውሎ ክንድምድም፡-

**"ኣብ ዝተወሰነ ክፋል ናይ ህይወትና፡ ዘጋጥሙና ነገራት ካብ ቁጽጽርና ወጻኢ ይኾኑ እሞ፡ ህይወትና ኸኣ ብጽሕፍቶና ክትምእዘን ትጅምር። እዚ እቲ ዝዓበየ ሓሶት ናይ ዓለምና እዩ።"**




# መገዲታት ህይወት

1. ኣብ ጉዕዞኻ መስቀላዊ መንገዲ ኪጋጥመካ እዩ። ኣብ ከምዚ እዋን ረጊእካ ኣየናይ ኣንፈት ከም እትኽተል ክትሓስብ ኣለካ። ግዳ ንኽትሓስብ ከኣ ልዕሊ ዓቐን ጊዜ ኣይትውሰድ፡ ምኽንያቱ ካብ'ታ ዘለኻያ ቦታ ክትነቓነቕ ከሸግረካ እዩ። ሓንሳብ እቲ እትወስዶ መንገዲ ምስ መረጽካ ድማ ነቲ ዝሓለፍካዮ መስቀላዊ መንገዲ ንሓዋሩ ረስዓዮ፡ እምበር እናሻዕ እምበርዶ ምርጫይ ቅኑዕ ነይሩ እናበልካ ንኑብስኻ ኣይተጨነቕ።

2. ትጉዓዘሉ ዘለኻ ጎደና መፈጸምታ ኣለዎ:: ሓደ መዓልቲ እቲ ዘለኻዮ መንገዲ ጽቡቕ ይኹን ሕማቕ፡ እቲ ናይ ፈንጠዝያ እዋን ይኹን እቲ ብዳህን ዘይውዳእን ዝመስል ከቢድ ጊዜያት ኩሉ መወዳእታ ኣለዎ። ግዳ ንዝኾነ ነገር ኣመና ኣይትልመዶ፡ ነቲ ጉዕዞ ክትገድፎ ዘለካ ጊዜ ምስ መጸ፡ ንኽትገድፎ ትብዓት ይሃልወካ።

3. ኣብቲ ዝመረጽካዮ መንገዲ ዕጋበት ይሃሉኻ::

4. ንዝመጽእ ብድሆታት ክትገጥም ምሉእ ዕጥቂ ይሃሉኻ። ኣብ መንገድኻ ባዴላ፡ መኾስኮሲን ሰንጢን ሒዝካ ተበገስ። ግዳ እቲ ሰንጢ ንንቕጽ ኣቕጽልቲ እቲ መኾስኮሲ ድማ ንዓሚቕ ዝሱርም ኣታኽልቲ ከም ዘይጠቅም ፍለጥ። ኣብ ምንታይ ኩነታት እንታይ ዓይነት ብልሓት ከም እትጥቀም ኣጸቢቕካ ተረዳእ።

5. እቲ መንገዲ ቅድሚትን ድሕሪትን ዝወስድ ጎደና ይርከቦ። እንሓንሳብ ገለ ነገር ምስ እትርስዕ ይኹን ምስ ዝጠፍኣካ ንድሕሪት ክትምለስ ትግደድ ኢኻ። ብጽቡቕ ዝተታሕዘ መንገዲ ግን ኣጸቢቕካ ከይተሸገርካ ንኽትምለስ የኽእለካ።

6. ንመንገድኻ ልዕሊ ኹሉ ስርዓዮ። በቲ ኣብ ጫፋት ዝርከብ ንቕጽ ኣቕጽልቲ ይኹን በቲ ካልኦት ሰባት ዝኸድዎ መንገዲ ኣቓልቦኻ ከይተሰርቐ :ንዘለካ ሓይሊ መንገድኻ ንምሕላውን ምዕቃብን ወፍዮ።

7. ዕጉስ ኩን። እንሓንሳብ ኣብ ጉዕዞኻ ዝዕመም ዕዮታት ተደጋጋሚ ይኸውን'ዩ። ግዳ ክፋል ናይ'ቲ ጉዕዞ ክሳብ ዝኾነ ንኽርብሽካ ቦታ ኣይትሃቦ።

8. ዝተፈላለዩ መንገድታት ክዋሰቡ፡ ሰባት'ውን እንታይ ዓይነት ኩነታት ከም ዘሎ ክሕብሩኻ ይኽእሉን እዮም:: ምኽርታት ተቐበል። ግዳ ናትካ ውሳነ ውሰድ። ከመይ'ሲ ንመገድኻ ንሽኻ ጥራሕ ኢኻ ሓላፍነት ክትወስደሉ ዘለካ።

9. ባህሪ ናይ ገዛእ ርእሱ ሕግታት ኣለዎ። ወቕትታት ይቀያየሩ እዮም፡ ኣብ ቀውዒ ንዘጋጥም ሃንደበታዊ ለውጥታት፡ ኣብ ሓጋይ ንዘሎ ኣሳሕይታ፡ ኣብ ጽድያ ንዝጉላዕልው ሰሓብቲ ዕምባባታት ይኹን ንጽምኢን ዝናብን ናይ ክረምቲ ድሉው ኩንካ ንኣብ ነፍሲወከፍ ወቕቲ ዝርከብ ጽባቐ ብምሉእነት ደኣ ክትጥቀመሉ ጸዓር እምበር፡ ብምቅይያር ኩነታት ኣይትተሃመል።

10. መንገድኻ ልክዕ ከም መስትያትካ ኮይኑ ንእንታይነትካ ክገልጽ ክኽእል ኣለዎ። ካልኦት ሰባት ብዝኸድዎ ኣካይዳ ፈጺምካ ከይተጸለኻ ንውሽጥኻ ብምስማዕ መንገድኻ ንናይ ውሽጥኻ ዝበለጸ ዛንታ ክቓልሕ ፍቐደሉ።

11. ንመንገድኻ ኣፍቕሮ።

ሳይንስን ተክኖሎጂን

# ትስፉው ፈጠራዊ ስራሕ ዘመንና

# ሰሌዳ ጸሓያዊ ጸዓት

*(Solar Panel)*

**ብሃብተገርግስ ተስፋማርያም (ጠዊል)**

ፈጠራ ከተዘምኖ ደኣ ኢኻ ትኽእል እምበር፡ ናይ ብዙሓት ፈላጣት ፍልስፍናን መጽናዕትን ውጽኢት እዩ። መሃዝቲ ኸኣ፡ ነቲ ከም በዓል ኣንስታይን ዝኣመሰሉ ንነዊሕ ዓመታት ዝተጓዕዝዎ መንገዲን ንህሉው ፈጠራታት ናብ ዘመናዊ ብምቕያር፡ ሕልሞም ተግባራዊ ዝገብረሉ ጫፍ በጺሖም ኣለዉ. በሃልቲ እዮም ተመራመርቲ። ካብ ጸሓይ ዝወጽእ ዝለዓለ ዓቕን ሙቐት ንዓለምና ተጽዕኖ ኮይኑ ጥራይ ዘይኮነ፡ ንምንባርና እውን ይፈታተን ኣብ ዘለወሉ እዋን፡ ጸሓይ ተንጸባርቖ ሶላር እንታይ ማለት እዩ፧ ትርጉመ ኸ፧ ኣብ ዝብል መጽናዕትታት ይካየድ ኣሎ። እቲ ኮር ተልእኾ ናይ'ዞም ተመራመርቲ ኸኣ፡ ተቐያያሪ ጠባያት ናይ ጸሓይ፡ ካብ ምንታይን ስለምንታይ ኣብ ዝብል ዘተኰረ እዩ።




ነዚ ምርምራዊ ስራሕ ንምስላጥ መንኮርኮር ናብ ጸሓይ ተላኢኻ ኣላ። እዛ መሳርሒት ናብ ጸሓይ ምስ ተጸግዐት፡ እታ ምስኣ ዝተጓዕዘ ሮኬት ትሰባበር። ንሳ ግን ኣብኡ ተቐሚጣ መጽናዕታ ብስእልን ብቪድዮን ተመሓላልፍ። እዛ መንኮርኮር ናይ 7 ዓመት ተልእኾኣ ምስ ዛዘመት፡ ነዳዲኣ ስለዝሃልኽ ትበታተን። ሽዑ እዩ እቲ ምኽንያት ናይ'ዚ በብግዚኡ ዝኽሰት ዘሎ ዝለዓለ ምቅይያር ሙቐት ዝፍለጥን ኣብ ትሕቲ ቁጽጽር ዝኣትውን በሃልቲ'ዮም ብፍላይ ኣብ ቺካጎ ዩኒቨርሲቲ ብ"ሄሎ ፊዚክስ" ምንቅስቓስ ዝፍለጡ ተመራመርቲ። ናሳ እውን ነቲ ንነዊሕ ዓመታት ምስጢር ኮይንዎ ዝጸንሐ ንምፍላጥን ደምዳሚ ውጽኢት ንምርካብን ብዓቢ ተስፋ ይከታተሎ ኣሎ።

ሰሌዳ ጸሓያዊ ጸዓት (Solar Panel)፡ ንጨረራ ጸሓይ ከም ቀንዲ ምንጪ ናይ ጸዓት ኤለክትሪክ ወይ ሙቐት ንምፍጣር፡ ዲዛይን ኮይኑ ዝተሰርሐ ትስፉው ናይ ዘመንና ተክኖሎጂ እዩ። ነዚ ካብ ጸሓይ ዝርከብ ጸዓት

ናብ ዝለዓለ ደረጃ ንምብጻሕን ስሉጥነቱ (efficiency) ንምዕባይን ከኣ ዝተፈላለየ ጥበባት ይሰላሰል እዩ።

ኣብ ሃገርና እውን፡ እዚ ተክኖሎጂ ኣብ ዝተፈላለየ መዳያት የገልግልን ብዙሓት ተክኒሻናት ፈርየምን ኣለዉ። ስለ'ዚ ብሓፈሻ ነቲ ብህዝብና ዝርአ ዘሎ ሰፊሕ ተጠቃምነት ሶላር መመንጨዊ ጸዓት፡ ተጠርዩ ዘሎ ተመኩሮን ፍልጠትን ኣብ ግምት ብምእታው ኣብዚ ናይ ሎሚ ሕታም መጽሔት ዝርዝራውን ተክኒካውን ኣጠቓቕማ ጹሓያዊ ጸዓት ምዝታይ ግዜ ምብኻን ከይከውን፡ ሶላር ሰንቅ ኣብ 2022 ሒዝዎ መጺኡ ዘሎ ሓድሽ ተክኖሎጂታት ኣብ ምልላይ ጥራይ ከንደህብ ኢና። ምስናይ ይቕረታ።

ሰሌዳ ጹሓያዊ ጸዓት ክልተ ዓይነት ዕንጋለ (feed) ንኸህልዎ፡ ላዕልን ታሕትን ኣመሳቑልካ ማለት ደራራብካ ምትካል፡ ዝሓሸ ኣማራጺ ኮይኑ ይቐርብ ኣሎ። በዚ ጥበብ፡ ናይ ጸሓይ ብርሃን ነቲ ላዕለዋይ ክፋል ሶላር ሃሪሙ ኤለትሪክ ይፈጥር። እቲ ካብኡ ዝተንጸባረቐ ኸኣ፡ መሬት ሃሪሙ ናብቲ ታሕተዋይ ሶላር ብምንጽብራቕ ተወሳኺ ጸዓት የበርክት። ካብቲ ላዕለዋይ ሰሌዳ ሶላር 21% ስልጡነት ክርከብ ከሎ፡ እቲ ታሕተዋይ ከኣ ብቐጥታ ናይ ጸሓይ ብርሃን ስለዘይረክብ፡ ዝወሓደ ክኸውን ግድነት እዩ። ነዚ ንምፍታሕ ግን፡ ዝተፈላለየ ሜላ ምጥቃም ከምዝከኣል ይምከር። እቲ መሬት ብሳዕሪ ዝተሸፈነ እንተ ኾይኑ 5.2 ስሉጥነት ክፍጠር ይከኣል። ኣብ ሑጻ ኸኣ፡ ዝያዳ ናይ ምንጽብራቕ ባህሪ ስለ ዘህልወ፡ ናብ 10.5% ክብርኽ ይኽእል። ነዚ ጻዕዳ ቀለም እንተ ተቐቢኡ'ውን ናብ 21.9% ብምድያብ፡ ነቲ ብቐጥታ ጸሓይ ብርሃን ዝረክብ ላዕለዋይ ፓነል ዝዳረግ ስሉጥነት ከመንጩ ተኽእሎታት ኣሎ። እቲ ሰሌዳ ደድሕሪ ጸሓይ ንኽቐንን፡ ኣብ ኣሳሪ (tracker) ሞተር ኮፍ ኣቢልካ ምስ ዝንቀሳቐስ እውን፡ ዘሎ ሓይሊ ናይ ጸሓይ ከይባኸነ ኣብ ጥቕሚ ክውዕል ሪሒብ ዕድላት ይፈጥር።

ብርሃን ክበሃል ከሎ ብዓይንና እንርእዮ፡ ብዙሓት ቅልጡፋት ማዕበላት ዘለውዎ ዝተፈላለዩ ክፍልታት ዝሓቖፈ እዩ። ነዚ'ቶም ከከም ኣድላይነቱ ክንጥቀመሎም ንኽእል። ዝማዕበለ ገና ብዙሕ ዘይተዘውተረ፡ ዝተመሓየሸ ስሉጥነት ወይ ጸዓት ከበርክት ይኽእል እዩ ተባሂሉ ተኣሚኑሉ ዘሎ ዘመነ ምህዞ፡ ብዙሓት ሶላር ፓነላት ደራራብካ ዝትከል፡ ታንደም ሶላር ሴል (ዋህዮ) ተባሂሉ ዝጽዋዕ እዩ። እቲ ናብ ላዕለዋይ ሶላር ዝበጽሕ፡ ብቐጥታ ዝርከብ ጨረር ክሳብ 21% ስልጡነት ከመንጭው ይኽእል። ብትሕት'ዚ ከኣ ስጋብ 5 ዝኸውን ፓነላት ደራራብካ ምስ ተቐምጥ፡ ካብቲ ቀዳማይ ሶላር ዝሓለፉ ዝተፈላለየ ቅልጣፈ ዘለዎም፡ ናብቲ 2ይ ይዓርፍ፡ ከምኡ እናበለ ናብ'ቶም ካልኦት ይባጽሕ። ብጠቕላላ ክሳብ 44% ስልጡነት ምምንጫው ከምዝከኣል እዩ፡ እዚ ሞራል ዘሰንቅ ተክኖሎጂ ዘበሰር እዩ።

ብዛዕባ ሶላር ክትሓስብ ከለኻ፡ እቶም ኣብ ኣባይትን ሰፋሕቲ ቦታታትን ተዘርጊሖም ዝርከቡ፡ ብሓጺንን ሲሊኮንን ዝተሰርሑ ሰሌዳታት እዮም ቅጆል ዝብሉኻ። ብስፍሓት ንዕዳጋ ሶላር ብሒተሞ ጸኒሖም። ነዘ ጀሚርናያ ዘለና ዓመት ዝምጥኑ፡ ብዙሓት ዘዘመኑ ሶላር ፓነል ተክኖሎጂታት ግን ኣብ መስመር ከምዘለው ይቓላሕ ኣሎ። ገለ ካብዚኦቶም ንምልላይ፦

**ተንሳፋፊ ሕርሻታት ሶላር (Floating solar farms)**፦ ፎቶቮልቲክ ሰሌዳታት ኣብ ሓጽብታት፡ ውቅያኖሳት፡ ባሕርን ካልእ ማያዊ ኣካላትን ብምንጻፍ፡ ልዑል ዝኾነ ንጹህ ጸዓት ክርከብ ዘኽእል ዘመናዊ ተክኖሎጂ እዩ። እዚ ፈላሚ ተክኖሎጂ ተንሳፊ ሰሌዳ ሶላር ኣብ 2008 ኣብ ካሊፎርንያ ናፓ ቫሊይ ብ175 ኪሎ ዋት ዝጀመረ፡ ነቲ ኣብ ትሕቲኡ ዘሎ ማይ እውን ውጽኢታዊ ምኻኑ፡ ምህፋፍን ማይ ንምዕቃብን ክግበር ዝጸንሐ ወጻኢታት ንምውሓድ ከምዝሕግዝ። ካብ ደሮናን ርስሓትን ስለዝጋርዶ ኸኣ፡ ብከላ ንምካይ ዝግበር ወጻኢታት ከም ዘጓድል። እቲ ታሕተዋይ ኣካል ናይ'ቲ ስሊኮን እውን፡ ንነዊሕ እዋን ንጽህናኡ ዝተሓለወ ስለዝኸውን፡ ዕድመ ናይ ኣገልግሎቱ ከም ዝነውሕን ክባኽን ንዝኽእል ጸዓት ከኣ ከም ዝከላኸለን ብግብሪ ኣረጋጊጹ ኣሎ። ከምኡ'ውን በዚ ትስፉው ተክኖሎጂ ብ10% ዝተዓጸፈ ጸዓት ከተመንጩ ተኽእሎታት ከምዘሎ፡ ኣብዚ ስራሕ ዝተዋፈሩ ሰብ ሞያ ይሕብሩ። ቻይና ኸኣ ብቐዳማይ ደረጃን ብስፍሓትን ተጠቃሚት ናይ'ዚ ሓድሽ ተክኖሎጂ ምኻናዩ ዝንገር።

**ቢኣይፒቪ ሶላር ተክኖሎጂ (BIPV solar technology)**፦ ብስፍሓት ኣብ ኣገልግሎት ዓበይቲ ህንጻታትን





ሆቴላትን . . . ዝዝውተር ዘሎ፡ ሰሌድታት ሶላር ኣብ ናሕሲታት፡ መናድቅ፡ መሳኹቲ፡ መጋረጃ . . . ብምንጻፍ፡ ምቹእ ከባቢ ኣየር ንምፍጣርን ብርቱዕ ድምጺ ኣብ ምክልኻልን፡ ቀጥታዊ ጸሓይ ጩራን ካርቦንን ናብ ዝተሓተ ደረጃ ኣብ ምውራድን፡ . . . . ዘገልግል ዘሎ ዝዘመነ ተክኖሎጂ እዩ። ፎቶቮልቲክ መስትያት ከም መንደቕ ተጠቒምካ ኣባይቲ ኣብ ምስራሕን ዝጥሉብ ሓይሊ ኤለትሪክ ኣብ ምብርካትን ኣበርክቶኡ ይዓዝዝ ኣሎ። መዓልታዊ መነባብሮን ስራሓትን ኣብ ምቕላልን ኣብ ምህናጽ ኣባይቲ ዝግበር ሽሙተ ጥረ-ነገራትን ወጻኢታት ናይ ኤለክትሪክን ኣብ ምንካይንውን ዝዓበየ ኣስተዋጽኦ ይገብር ከምዘሎ'ዩ ዝምስከረሉ።

**ፎቶቮልቲክ ሶላር ንመሰናኸል ድምጺ (PVNB)**፡- እዚ ኑቲ ኣብዚ ሕጂ እዋን፡ ኣብ ከተማታት ብሰንኪ ጻዕቂ ተሽከርከርቲ ዝፍጠር ዘሎ ሓያል ድምጽታት ንምንካይ፡ ንምህሳስን ንምስንኻልን ዝቐርብ ዘሎ ሓድሽ ሶላር ተክኖሎጂ እዩ። 48 መንግስታት ኑቲ ከባቢ 3,000 ማይልስ ዝኣክል ዝሸፍን ዝፍጠር ዘሎ ጻዕቂ ድምጺ ንምስንኻል፡ ነዚ ተክኖሎጂ ተጠቒመን ልዑል ጉልበት ኣብ ምምንጫው ተዋፊረን ከምዘለዋ እውን'ዩ ዝንገር።

**ሶላር ቆርበት (Solar skins)**፡- እዚ ሲስቲነ ኣፍራዪ ትካል ሶላር ቆርበት ዘተኣታተዎ ተክኖሎጂ፡ ብረቂቕ ፊልም ሶላር ቆርበት (Solar thin-film skins) ኑቲ ዝተመርጸ ብጩራ ዝኣቱ ብርሃን ብግቡእ ምጥቃም እዩ። እቲ ኣብ ሶላር ቆርበት ዝዓልብ ጸሓይ ብርሃን፡ ተጻርዩ ናብ'ቲ ዋህዮታት ናይ'ቲ ሶላር ይበጽሕ። ብውጽኢቱ ኸኣ እቲ ዝድለ ውሱንን ዝተመርጸን ጸዓት ይርከብ።

እዚ ሓድሽ ተክኖሎጂ፡ ሰሌዳታት ሶላር ኣብ ሸኻ ወይ ኣብ ጥቓ ዓበይቲ ኣግራብ ዝርከብ ናሕሲ ብምውዳድ እዩ ዝሰላሰል። ብዝያዳ ኸኣ ኑቶም ውሑድ ጸዓት ዝጠልቡ ከም ንኣብ ኣፍደገ ትካላት ዝርከብ ዲጅታል ታቤላታት፡ ላፕቶፓት፡ መብራህቲ ህንጻታት . . . ኤለትሪክ ኣብ ምምንጫው የገልግል ኣሎ። ኣብዚ ተክኖሎጂ ዘገልግሉ ሰሌዳታት ውሑዱ ዓቕን ጸዓት ዘመንጭዉ ምስ ምዃኖም፡ ቀጥታዊ ጸሓይ ስለ ዘይረኽቦምን ኣብ ትሕቲ ዝሑል ኣየር ስለዝተቐመጡን፡ ዕድመ ኣገልግሎቶም ዝነውሐ እዩ።

**ሶላር ዓለባ (Solar fabric)**፡- ኣድላይነት ጩራ ሶላር እናዓበየ ምስ ምምጽኡ፡ ነዚ ጠሉብ ንምርዋይ ብዝያዳ ንመገሻ ዘገልግሉ ክዳውንቲ ሶላር ዓለባ፡ ንመሸጣ ቀሪቦም ኣለዉ። እዚ ኸኣ፡ ኣብ ካምቻ፡ ናይ ክረምቲ ጃኬታት . . . ወዘተ፡ ጸዓት ከመንጩ ዝኽእል ሶላር ቀጠንቲ ስልኪታት (solar filaments) ብምሽጋጥ እዩ ክመሃዝ ክኢሉ። ካብ'ዚ ሶላር ዓለባ፡ እኹል ሙቐት ምርካብን ሞባይልን ላፕቶፕን ዝኣመስሉ ኤለክትሮኒካዊ መሳርሒታት ብቐሊሉ ምምላእን ተኻኢሉ ኣሎ።

**ዝተሓትመ ሰሌዳ ሶላር (Printed Solar Panel)**፡- እቲ ኣብ ናሕስታት ወይ ባዶ ቦታታት ብምቕማጥ ከገልግል ዘጸንሐ ሰሌድታት ሶላር፡ ከቢድን ኣዝዩ ተነቃፍን ብቐሊሉ ተሰባርን ምስ ምዃኑ፡ ብዙሕ ጥንቃቐ ዝሓትትን ተወሳኺ መስቀሊ ሓጺን ከተዋድደሉ ዘገድድ ኮይኑ ጸኒሑ። እዚ ከም ጋዜጣ ዝተሓትመ ብዝመስል እተዳለወ፡ ከም ወረቐት ዝተዓጻጸፍን ዝጠቓለልን፡ ኣብ ናሕስታትን መናድቕን ክልጠፍን ብቐሊሉ ብዘይ ስክፍታ ከተጓዓዕዞ ትኽእልን፡ ብተዛማዲ ክብደት ዘይብሉ ሓዲሽ ተክኖሎጂ፡ ነዚ ዝጸንሐ ሽግር ክቅረፍ ትጽቢት ተነቢርሉ ኣሎ።

ዋጋኡ'ውን ንሓደ ስኴር ሜትር ልዕሊ 10 ዶላር ስለዘይሓትት፡ ዘበዝሐ ክፋል ናይ ዓለም ክውንኖ ዝኽእል፡ ትስፉው ናይ ዘመና ተክኖሎጂ ምዃኑ እዩ ዝሕበር። ብከላ ንምንካይ፡ ኣብ ዓበይቲ ሆቴላት ማይ ምማቕ፡ ብሃፋ ጸዓት ምምንጫው፡ ንብሶላር ዝንቀሳቐሳ ተሽከርከርቲ፡ ... ኣብ ምግልጋል ተመራጺ እዩ።







ከምኡ'ውን ብቐሊሉ ኣብ ጉዕዞ ንምምላእ ሞባይልን ላፕቶፕን ሶላር ዓለባን ከገልግል ተባሂሉ፡ ብምጡን ዓቕን ተደላዪ ኮይኑ ቀሪቡ ስለዘሎ፡ ጠለባቱ ብብእዋኑ እናዓዘዘ ይኸይድ ከም ዘሎ እዩ ዝቃላሕ።

ናይ ጸሓይ ብርሃን ከምቲ ዝግባእ ኣብ ጥቕሚ ክይውዕል፡ ኣብ ዝቐርቡ ሓደስቲ ምህዞታት ሶላር ብዙሕ ምስጢራዊ ምትሕንኳላት እዩ ዝካየድ። እቲ ብቐዳማይ ደረጃ ዝጥቀስ ከኣ፡ ፖለቲካዊ ኩነታት እዩ። ብዙሓት ሃገራት ብኑዳዊ ምምንጫው ብቐጥታን ብተዘዋዋርን ተጠቐምትን ረባሕትን ዝለዓለ ሃብቲ የኻዕቢታ እየን። ዝቐርብ ሓድሽ ምህዞታት እዚ ተክኖሎጂ ከኣ ነዚ ጥቕምታት ስለ ዝኹልፎ፡ ከዓናቕፋኦ ዘይጥቀማሉ ብልሓት የለን። ላልፍናደር ዝተባህለ ክኢላ እዚ ዓውዲ ከምዝበሎ "ናይ ጸሓይ ብርሃን ከምቲ ተደላይነቱ ኣብ ጥቕሚ ክውዕል ዘይከኣለ፡ ኑዳዊ ዘፍርያ ሃገራት ዋናታት ኮይኖም ስለ ዘየመሓድርዋ እዩ" ኢሉ ነይሩ። እዚ ኣበሃህላ ከም ቀንዲ ምኽንያት እኳ እንተ ዘይተወስደ፡




ብቐረባ ተጠቃሲ ካብ'ቶም ማሕሰኻታት እዩ እንተ ተባህለ ግን ካብ ሓቂ ዝረሓቐ ኣይኮነን።

ሓፈሻዊ ኣበቛቕላን ኣጠቓቕማን ካብ ሶላር ዝርከብ ጸዓት ምስ እንዕዘብ፡ ሰሌዳ ሶላር ካብ ጸሓይ ብርሃን ናብ ኤለትሪክ ይቕይር። ባተሪ ኸኣ ዝተረኸበ ሓይሊ ይዕቅብ። ምስ'ዚ ዝተቛረነ ቻርጅ ኮንትሮለር ከኣ፡ ናይ ባትሪ ድሕነትን ዝተረኸበን ዝወጽእን ጸዓት ይቈጻጸር። እቲ ራብዓይ ኣካል ናይ'ዚኣቶም ኢንቨንተር እውን፡ ነቲ ብሶላር ዝምንጩ ዘይቀያየር (DC) ኤክለትሪክ ናብ ብቐጥታ ንጥቀመሉ AC ብምቕያር፡ ንኹሉ ብዝምጥን፡ ማለት ካብ 12 ናብ 24 ቮልት፡ ከምኡ'ውን ካብ 48 ናብ 220 ቮልት ዝቅይር እዩ። ነዚ ኩሉ ዝግበር ወጻኢታት ተደማሚሩ ኸኣ፡ ንኽብሪ ዋጋ ብሶላር ዝርከብ ጸዓት ሰማይ የዕርግዎ ይርከብ። ሰሌዳ ሶላር ጸዓት የመንጩ እምበር፡ ስለዘዕቅብ እውን፡ እቲ ብብግዚኡ ንባትሪ ምቕያርን ንጽግናን ዝግበር ተወሳኺ ወጻኢታት ንተጠቃምነት እዚ ተክኖሎጂ ኣተባባዒ ኮይኑ ኣይጸንሐን። ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ግን፡ ልዕሊ 5 ዓመት ኣገልግሎት ክህብ ዝኽእል ሶላር ባተሪታት ኣብ ዕዳጋ ቀሪቦም ስለዘለዉ፡ እቲ ሽግር ብመጠኑ ክቃለል ምኽኑን ኣብ ምርጫ ኸኣ ጥንቃቐ ክግበርን ይሕበር ኣሎ።

እቲ መሰረታዊ ፍታሕ ግን፡ ናይ ጸሓይ ጸዓት ብቐጸሊ ለይቲን መዓልቲን ከትረኽበሉ ትኽእል ሃዋህው ምጥጣሕ እዩ ዝብሉ፡ ኣብ ደቡብ ምብራቕ ቻይና፡ ኣብ ትካል ፊዝክስ ማእከል ዝሰርሑ ቻይናውያን ተመራመርቲ፡ ሰብ ሰርሖ ጸሓይ ብምምሃዝ፡ ሶላር ጸዓት ብዘይ ገደብ ንምርካብ ኣብ ስራሕ ተጸሚዶም ይርከቡ። እዞም ተመራመርቲ ኣብ ሓጺር እዋን፡ እዚ ሓድሽ ተክኖሎጂ ክእውጁ ምኳኖም ሲቲጂኤን ኣበሲሩ ኣሎ። በዚ ፈላሚ ምህዞ ኸኣ ተጠቃምነት ሰሌዳ ሶላር ክሰፍሕን ብተዛማዲ ዋጋታቱ ክሓስር ምኳኑን እዩ ዝንገር። ነቲ በዚ ኣገባብ ዝርከብ ቀጻላ ጸሓያዊ ብርሃን ንሰሌድታት ሶላር ብምምጋብ፡ ማያዊ ጿጋታት ሃገራት ናብ ሃፋ ብምቕያር ዝተመርጸ ጸዓት ምጥቃም ብስፍሓ ክዝውተር ዕድል ስለዝህብ፡ ዘሎ ብድሆታት ሕጽረት ኤለትሪክን ሃልኪ ኑዳድን ብከላን ክቐርፍ፡ ዓቢ ተስፋ ተነቢሩ ኣሎ።



# ጸሓይ




ጸሓይ ኣብ ስርዓተ ህዋ ቅድሚ 4.5 ቢልዮን ዓመት፡ ኣብ ኦርዮን ስፓየር ዝተባህለ ሚልክወይ ጋላክሲ ተፈጢራ። ጸሓይ ብምኽንያት ሶላር ነዱላ ዝተባህለ ምፍራስ እኹብካብ ናይ ጋዝ ደሮና እያ ተወሊዳ። እዚ መስርሕ ምትእኽኻብ ናብ ሓደ ልዑል ሙቐት ዘለዎ ከቢብ ዝኾነ ነገር ተኣኪቡ እዩ ኸኣ ንጸሓይ ዘቕውም። ናይ ጸሓይን መሬትን ልዑል ማግነታዊ ስሕበታት ተደማሚሩ ኸኣ፡ ጸሓይ ኣብ ውሽጢ ህዋ ማእከላይ ቦታ ሒዛ ንኽትቅመጥ ኣኽኢልዋ።

ጸሓይ 6 ዝተፈላለዩ ሽፋናት ወይ ክፍልታት ኣለውዋ። ክሮና፡ ክሮሞስፌር፡ ፎቶስፌት፡ ኮንፈክቲ ዞን፡ ራዴትክ ዞንን ኮርን ተባሂሎም ይጽውዑ። ጸሓይ ካብ ዝመስረቱ ኣቶማት 91% ሃይድሮጅን፡ 8..1% ሄልዩም፡ 0.1% ከኣ ክቡድ ዝበሉ ባእታታት (element) ከም በዓል ካርቦንዳይኦክሳይድ፡ ናይትሮጅን ሓቕፉ ትርከብ። ብምኽንያት ሓያል ሙቐት እዚኦም ባእታታት ከኣ፡ ፕላዝማ ዝተባህለ ትሕዝቶ ናይ ጋዝ ሒዛ ምጻናሕ የኽእላ። ኮር ዝተባህለ ኣብ ማእከል ክፋል ናይ ጸሓይ ዝርከብ፡ 27 ሚልዮን ዲግሪ ፋራናይት ወይ 15 ሚልዮን ዲግሪ ሴንቲ ግሬይድ ሙቐት ክህልዎ ከሎ፡ ብምኽንያት እዚ ልዑል ዓቐን ሙቐትን ሓያል ስሕበት መሬትን፡ ክልተ ናይ ሃይድሮጅን ሞሎኩላት ብምስሕሓብ ሂልመን ዝተባህለ ፈኲስ ጋዝ ይፈጥሩ። እዚ ኸኣ ተርሞ ኑክለር ስሕበት ወይ ምውህሃድ (thermonuclear fusion) ተባሂሉ ዝጽዋዕ እዩ ከኣ፡ ኣዝዩ ሓያል ዝኾነ ሓይሊ ብራደሽን፡ ኤለክትሪክን ሶላርን መልክዕ ንፋስ ብምፍናው፡ ኣብዛ ንነብረላ ዓለም ንዝርከቡ ፍጡራት ሂወት ዝህብ ሙቐት ዝዝርእ። ብሰበብ ኣሰባብ እዚ ሓይሊ ሙቐት ከቢድ ጉድኣት ከይወርድ ከኣ፡ ሓይሊ ስሕበት መሬት ዝለዓለ ኣስተዋጽኦ ይገብር። ኣብ ስርዓት ህዋ ዝርከቡ ኣካላት፡ ኣብ ሓደ ቦታ ተኣኪቦ ምንባር ዝዓብዩ ምኽንያትውን ናይ ጸሓይ ስፍሓትን ክብደትን እዩ።

ጸሓይ ኣብ ስርዓት ህዋ ብዕበየትን ክብደትን ቀዳማይ ደረጃ ክትሕዝ ከላ፡ ካብ መሬት ብ100 ዕጽፊ፡ ን8 ፕላነታት ከኣ ብ600 ዕጽፊ ዝኣኽሉ፡ ኣብ ውሽጣ ሓቒፋ ምሓዝ ትኽእል። ብኽብደታውን ስጋብ 98% ብሶላር መልክዕ ጸዓት ናይ ምዕቃብ ተኽእሎ ኣለዋ። በዚ ምኽንያት ሓያል ዝኾነ ናይ መሬት ስሕበት ኣብ ከባቢኣ ስለዝርከብ፡ ብሶላር ሲስተም ዘለዉ ኣካላት ናብ ኑብሳ ስሒብ ናይ ምሓዝ ዓቕሚ ኣማዕቢላ እያ። ጸሓይ 8 ፕላነታት፡ 12 ዝኾኑ ደቀቕቲ ፕላነታት፡ 170 ወርሒታትን ኣዝዮም ብዙሓት ዝኾኑ ኮመተታን ኣስትሮይዳትን ስሒባ ኣብ ዙርያኣ ሓቒፋ ትርከብ።

ናይ ጸሓይ ስሕበት እንተ ዘይነብር፡ ኣብ ስርዓት ህዋ ዝርከቡ ኣካላት ፈቓድኡ ምተበታተኑ ነይሮም። እቲ ካልእ ሓይሊ ሂሎስፌር ተባሂሉ ዝጽዋዕ ናይ ጸሓይ ሓይሊ ዝኾነ ማግኑቲያዊ ፊልድ ክኸውን ከሎ፡ ኣብ ስርዓት ህዋ ዘለዉ ኣካላት ኣኪባ ንኽትሕዞም ካብ ዝሕግዝዋ ተወሳኺ ምኽንያት እዩ። ሂሎስፌር ዝኽሰተሉ ፕላዝማ ዝተባህለ ኣብ ጸሓይ ውሽጢ ዝርከብ ንጥረ ነገርt (particles) ናብ ጫፍ ጸሓይ ብምስሓብ፡ ናብ ብጣዕሚ ዓቢ ዝኾነ ማግነት ይልውጦ።

ናይ ጸሓይ ማግኑቲክ ሓይሊ ብቐሊሉ ብዓይኒ ዝርኣ እኳ እንተ ዘይኮነ፡ ዘሕድሮ ተጽዕኖ ግን ዝድህሰስ እዩ። ብግዳማዊ ክፍሊ ጸሓይ፡ ብምኽንያት ማግኑቲክ ሓይሊ ዝተፈጥሩ ጸልምቲ ነጥብታት ይርኣዩ። ኣብ መሬትን ዝተወሰኑ ፕላኔታትን ናይ ጸሓይ ማግኑቲክ ሓይሊ ኣብ ከባቢኦም ተጽዕኖ ስለዝገብር፡ ብውጽኢቱ ሳሕቲ ኣብ ሓደ ሓደ ቦታታት ኣዝዩ ደስ ዝብል ጨረር ይርአ። ጸሓይ ኣዝያ ዓባይን ድልድልትን እኳ እንተ ኾነት፡ ናይ ዘለኣለም ሂወት ግን የብላን። ድሕሪ 6.5 ቢልዮን ዓመታት ኣብ ውሽጣ ዝርከብ ሃይድሮጅን ይሃልኽ። በዚ ምኽንያት ብዝፍጠር ምፍንጃር፡ ሜርኩሪ ዝተባህለት፡ ንጸሓይ ኣዝያ ቀረባ ዝኾነ ፕላነት ቬኑስ፡ ንመሬት ኣኺቲላ ትሽፍና። ኣብ መጠረሽታ ከኣ ናብ ሓደ ኣዝዩ ንእሽቶ ዝኾነ ዋይት ድዋርፍ ናብ ዝተባህለት ከኾብ ትልወጥ። ስጋብ ሽዑ ግን፡ እዛ ኮኾብ ሓያል ናይ ማግኑቲክ ፊልድ ሓይልን ናይ መሬት ስሕበት ጸዓትን ብምምንጫው፡ ኣብ ስርዓተ ህዋ ዘለዉ ኣካላት ኣኪባ ብምሓዝን ብምሕላውን ዋሕስ ናይ ሂወት ምቕጻል ኮይና ትጸንሕ።

መመኽጨዊ ሰብ ሰርሖ ጸሓይ





# ተክኖሎጂ ድሮን ኣብ ኲናት

**ኣሴር ሰሎሞን**

ዝበዝሕ ውጽኢት ምህዞታት ኣቢጋግሳኡ ንሰላማዊ መዓላ እዩ። ንኣብነት፡ ቲ.ኤን.ቲ. ወይ ብልሙድ ኣዘራርባ ሚና እንብሎ፡ ኣብ ህንጻ ማለት ኅቦታት ንምፍራስ ክሕግዝ ተባሂሉ ዝተማህዘ ቀመም እዩ። ድሓር ግን ናብ ብዙሕ ዝዓይነቱ ኣጽዋር ማዕቢሉ፡ ኣብ ደቂ ሰብ ከቢድ ህልቂት ከውርድ ተራእዩ።

ቴክኖሎጂ ድሮን (ሰብኣልቦ በረርት) እውን፡ ኣብቲ ፈለማ ክብገስ እንከሎ ንሰላማዊ መዓላ ምንባሩ እዩም፡ ክኢላታት ቴክኖሎጂ ድሮን ዝገልጹ። ድሮን፡ ብዘይ ብዙሕ ሃልኪን ሰብኣዊ ሓደጋን፡ ዳህሳስን ስነፍልጠታዊ ምርምርን ንምክያድ ኢያ ተማሂዛ። ነዊሕ ኣይጸንሐን። ድሮናት መሳርሒ ወተሃደራዊ ስለያ ኮይነን ክገልግላ ጀሚረን። ኣብዚ ቀረባ እዋን ድማ ድሮናት፡ ኣብ ዓውደ ውግእ እናነውዓላ መልክዕ ኲናት ኣብ ምቕያር ይርከባ።

እዚ ጽሑፍ'ዚ ንኲናት ዘገልግላ ዘለዋ ድሮናት ከመይ ዓይነት እየን ብሕጽር ዝበለ ዘላሊ እዩ። ሰብ ኣልቦ ነፈርቲ (ድሮናት) ኣቐድም ኣቢለን ንስለያ ዝጠቅም ሓበሬታታት ኣብ ምእካብ ዘገልግል መሳርሒታት (ካሜራታት) እየን ዝጸዓና ነይረን። ኣብዚ ሕጂ እዋን ከኣ፡ መጥቃዕቲ ንምፍጻም ዘኽእል ሚሳይላት ተጻዒነን ናብ ዓውደ ኲናት ይልኣኻ ኣለዋ።

ድሮናት ምስተን "ነፈርቲ-ውግእ" ተባሂለን ዝፍለጣ ብምንጽጻር ብግዝፈ ንኣሽቱ እየን። ኣብ ርእሲ'ዚ፡ መራሕ ነፋሪት ወይ ፓይሎት የብለንን። ካብ ነፈርቲ ውግእ ኣውራ ብልጫኣን ከኣ ንሱ እዩ። ዋላ እንተተወቕዓ፡ እትኸስሮ ሰብ የለን። ኣብ ኣዝዩ ርሑቕ ቦታ ኣብ ዝተደኰነ መኣዘዚ ክፍሊ (ሲትወሸን ሩም) ዘሎ ክኢላ እዩ፡ ብመገዲ ሳተላይት ዝእዝዘን። ምስ ቪድዮ ገይም ብዝመሳሰል መገዲ።

ኣብዚ ሕጂ እዋን፡ ብዙሓት ሃገራት ድሮናት የፍርያ ኣለዋ። በዚ ድማ፡ ኣብ ውሱናት ሃገራት ተሓጺሩ ዝነበረ ቴክኖሎጂ ድሮን ብስፍሓት እናተመልከን ዝያዳ እናተራቐቐን ይኸይድ ኣሎ። ኣብ ብዙሕ ኲርናዓት ዓለም እውን ኣብ በበይኑ ሲቪላዊ ኣገልግሎታት ዝውዕላ ምስራሕ ልሙድ ኮይኑ ኣሎ። እንተ ኣብ ዓውደ ውግእ፡ ዛጊት ኣብ ኲናት ኣድማዕቲ ዝበሃላ ዓይነታት ድሮን ዘፍርያ ዘለዋ ሃገራት ውሱናት እየን። ቻይና፣ ቱርኪ፣ ኣመሪካን እስራኤልን ከም ኣብነት ምጥቃስ ይከኣል። ካብዘን ኣብ ዓውደ ውግእ ኣድማዕቲ ምዃነን ዝንገረለን ዓይነታት ድሮን ንገለ ከነላልየኩም።

**ዊንግሎንግ II፦**

ስርሓት ቻይና ድሮን ኮይና፡ ንናይ ደገ ዕዳጋ ኢላ እትፈሪ'ያ። ዊንግሎንግ-2 ኣብ ማእከላይ ብራኸ ንነዊሕ ርሕቀት (Medium Altitude Long Endurance) እተገልግል ኢያ። ካብ 10,000 ክሳብ 30,000 ጫማ፡ ኣብ ዘሎ ብራኸ፡ ካብ 24 ክሳብ 48 ሰዓታት ክትበርር ትኽእል። ዊንግ ሎንግ ንውሓታ 11 ሜትር ኮይኑ ልዕለታ 4.1 ሜትር እዩ። 20.5 ሜትር ዝስፍሓቱ ክልተ ክንፈታት ኣለዋ። ቦምባታት፡ ሮኬታትን ሚሳይላትን ዝዕጥቃ ዊንግሎንግ-2፡ 480 ኪሎግራም ዝኸብደቱ ተተኳሲ ትጸውር። ብሳተላይት እናተመርሐት፡ ካብ መኣዘዚ ነቑጣ፡ ክሳብ 1500 ኪሎሜተር ኣብ ዝጩራሉ ዓንኬል (ራድየስ) ቁጽጽር እናተገበረላ ክትነጥፍ ትኽእል።

**ባይራክታር ቲቢ-2፦**

ስርሓት ቱርኪ ኮይና፡ ኣባላት ኪዳን ሰሜን ኣትላንቲክን ሃገራት ማእከላይ

ምብራቕን ዝጥቀመላ ናይ ውግእ ድሮን እያ። ነዛ ድሮንዚአ ዘፍሪ ኩባንያ 'ባይካር ዲፈንስ' ድሮ ናብ ዕዳጋ ኣውዒሉወን ዘሎ ኣስታት 160 ባይራክታር ቲቢ-2 ኣብ ቱርኪ፣ ቀጠር፣ ዩክረይንን ኣዘርባጃንን ኣገልግሎት ይህባ ምህላወን ይገልጽ። ካብ ብዙሓት ሃገራት ከም ፖላንድ፡ ሞሮኮ፡ ስዑዲ ዓረብን ላቲቪያን እውን ጠለብ ረኺባ ኣላ። ኣብ ማእከላይ ብራኽ ነዊሕ ርሕቀት እትጓዓዝ (Medium Altitude Long Endurance) ባይራክተር ቲቢ-2፤ ክሳብ 150 ኪሎ ግራም ክብደት ዘለዎ ተተኳሲ ጾዒና ብምብራር፡ ካብ መኣዘዚ ነቑጣ ኣብ 300 ኪሎሜትር ራድየስ ክትነጥፍ ትኽእል። ባይራክተር ንውሓታት 6.5 ሜትር ኮይኑ 2.2. ሜትር ልዕለት ኣለዋ። ክንፈታታ ድማ 12 ሜትር ይዝርጋሕ። ካብ 18,000 ክሳብ 27,000 ጫማ ብራኽ ኣብ ዘለዎ ልዕለት ከኣ ኣገልግሎት ክትህብ ትኽእል። ኣብ ሓደ እዋን 4 ሮኬት/ሚሳይል ከምእትስከም ይፍለጥ።

**ኤምኪው-9 ሪፐር (MQ-9)፡-**

ስርሓት ኣመሪካ እያ። ብጀነራል ኣቶሚክስ ዝበሃል ኩባንያ ትፈሪ። ኣዝያ ዝተራቐቐት ሰብ-ኣልቦ ነፋሪት ምዃና ይንገረላ። 11 ሚትሮ ንውሓት፣ 3.6 ሜትር ቁመት፣ 21.12 ሜትር ክንፈታት ኣለዋ። ክሳብ 50,000 ጫማ ብራኽ ኣብ ዘለዎ ልዕለት ትበርር። 1300 ኪሎግራም ዝምዘን ተተኳሲ ተሰኪማ 27 ሰዓታት ኣብ በረራ ክትጸንሕ ትኽእል። ኣመሪካ ነዛ ድሮን እዚኣ ክሳብ ሕጂ ናብ ፈተውታ ዝኾና ሃገራት ጥራይ እያ ሸይጣተን ዘላ። ጣልያን፣ ፈረንሳን ስፔይንን MQ-9 ሪፐር ድሮናት ከምዝዓደጋ ይፍለጥ።

**ሄሮንቲፒ፡-**

ኩባንያ ኣይሮስፔይስ እስራኤል ዘፍርያ ዓይነት ድሮን እያ። ክሳብ 2700 ኪሎ ግራም ዝኽብደቱ ተተኳሲ ተሰኪማ ክትበርር ትኽእል። ኣብ 45,000 ጫማ ብራኽ ዘለዎ ልዕለት ክሳብ 30 ሰዓታት ናይ ምብራር ዓቕሚ ኣለዋ። ንውሓታ 14 ሜትር ኮይኑ፡ ክንፈታታ 26 ሜትር ይዝርጋሕ። እዛ ድሮን እዚኣ ብዙሓት ሃገራት ከም በዓል ጀርመን፣ ኣውስትራልያ፣ ፈረንሳ፣ ደቡብ ኮርያን ካናዳን ከምዝዓደጋኣ ይፍለጥ። ኣብ ኲናት ኣፍጋኒስታን ምዕራባውያን ሃገራት ኣንጻር ዕጡቓት ጣሊባን ዝፍጽምኦ መጥቃዕቲ ነዛ ድሮን እዚኣ ምዃኑ ይንገር።

**ኣድማዕነትን ዋጋን**

እዘን ብቻይና፣ ቱርኪ፣ ኢራን፣ ኣሜሪካን እስራኤልን ዝፈርያ ዘለዋ ድሮናት ኣብዚ ቀረባ እዋን ኣብ ዝተፈላለየ ዓውደ ውግኣት ተቐልቂለን እየን። ቱርኪ ዝሰርሓተን ድሮናት ኣብ ኲናት ኣርሜንያን ኣዘርባጃንን ኣብ ኣገልግሎት ከምዝወዓላ ይፍለጥ። ኣዘርባጃን ምስ ኣርሜንያ ኣብ ዘካየደቶ ውግእ ተዓዊታ ኽትወጽእ እዘን ድሮናት እዚኣተን ዓቢ ኣበርክቶ ከምዝነበረን ይንገር። ኣመሪካ ኤምኪው-9 ሪፐር ድሮን ኣብ ማእከላይ ምብራቕ ክትጥቀመላ ምጽንሓ ይፍለጥ። ኢራናዊ ቃሲም ሱሌይማን ብመጥቃዕቲ ናይዛ ድሮን ከምዝተቐተለ ማዕከናት ዜና ሓቢረን ነይረን።

ስርሓት ኣመሪካን እስራኤልን ድሮናት ምስ ናይ ቱርክን ቻይናን ክነጻጸራ ከለዋ ዋጋኣን ኣዝዩ ክቡር እዩ። ዋጋ ስርሓት ቱርኪ ባይራክታር ቢ-2 ካብ 1 ክሳብ 2 ሚልዮን ዶላር ክበጽሕ እንከሎ፡ ናይ ኣመሪካ ኤምኪው-9 ሪፐር ግን ዋጋኣ ልዕሊ 30 ሚልዮን ዶላር እዩ። በዚ ምኽንያት ሃገራት፡ ብዝተሓተ ዋጋ ካብ ቻይና ወይ ቱርኪ ድሮናት ክዕድጋ ይመርጻ። ባይራክታር ቲቢ-2 ልዑል ቴክኒካዊ ብቕዓት ዘለዋ ኮይና ብዋጋ ዝሓሰረት ምዃና ተመራጺት ይገብራ።

ምንጪ፡- BBC World

# ዋዛ ምስ ቁም ነገር

ኣብ ሞንጎ ኣብ ምሉእ ዓለም ዝርከቡ ዓበይቲ ስነ ፍልጠተኛታት ምሁራት ውድድር ተኻየደ። እቲ ውድድር ሓድሽ ንዝተማህዘ ስማርት ኮምፒተር መን በዳሂ ሕቶ ኣቕረበ ዝብል እዩ ነይሩ። ሕቶ ቀሪቡ እቲ ኮምፒተር ክምልሶ እንተዘይክኢሉ፡ እቲ ነቲ ሕቶ ዘቕረበ ሰብ ተዓዋቲ ይኸውን።

ኣብ`ቲ ውድድር ኩለን ምዕቡላት ዝበሃላ ሃገራት ተሳቲፈን እየን። በዓል ኣመሪካ፡ ሩስያ፡ ፈረንሳ፡ ጃፓን፡ ቻይና፡ ጀርመን፡ ሪፓብሊክ ኮርያ ወዘተ ይውክለና እዩ ኢለን ዝንየታሉ ሰብ ኣሳተፋ። ብሓንቲ ቀላል ሕቶ ሓንጎል ብምዛር ተፈላጥነት ዝረኸበ ቱርካዊ ስነ ፍልጠተኛ ድማ ንሃገሩ ወኪሉ ኣብቲ ውድድር ተሳተፈ።

እቲ ኮምፒተር ብፎርሙላ ዝመለስ ሕቶታት ይወሃቦ . . . ይምልስ። ስነ ፍልጠታዊ ሕቶታት ይወሃቦ፡ ብኡ ንብኡ መልሲ ከተፍ የብል። ብርቱዕ ዝበሃል ናይ ቍጽሪ ግድል እውን ይወሃቦ . . . ንዕኡ'ውን ኣየጽንሖን።

ኣብ መወዳእታ ተራ ቱርካዊ ስነ ፍልጠተኛ በጽሐ። ንሱ ሓንቲ ሕቶ ሓቲቱ፡ ብሰሓቕ ክርትም በለ። እቲ ዘመናዊ ኮምፒተር ልክዕ ከም ናይ እንዳ ጠሓኒት ድምጺ እናስምዐ ዝተጨማደደ ወረቐት ሓቲሙ ከውጽእ ጀመረ። ድምጺ እናበርተዐ ከደ።ቃርቃርታ ወሰኸ። ንኹሎም ስነ ፍልጠተኛታትን ወደብቲ ናይ`ቲ ውድድርን ኣብ ሰንፈላል ኣተዉ። ተረበሹ። እቲ ኮምፒተር ክጥዒ ናብ ዘይክእለሉ ደረጃ ክበጽሕ ዝደለየ መሰለ።

የዒንቲ ናይ`ቶም ስነ ፍልጠተኛታት ዓለም ፈጠጠ። ኣብ መወዳእታ እቶም ስነ ፍልጠተኛታት ኣተኲሮኦም ናብ`ቲ ቱርካዊ ሓታቲ ብምቕናዕ፡ እንታይ ኢሉ ከም ዝሓተቶ ተወከስዎ።

እቲ ቱርካዊ ትኪ ናይ`ቲ ዘትክኾ ዝነበረ ሽጋራ ናብ ላዕሊ ኡፍ ኢሉ ክቢ ድሕሪ ምስራሕ፡-

"ወላሂ ሓንቲ ሰለስተ ቃላት ዘለዋ ቀላል ሕቶ እየ ሓቲተዮ ... `እንታይ ኢኻ ትፈልጥ፣` ዝብል ሕቶ እየ ኣቕሪበሉ። ድሕሪ ምባል ሽጋራ ምትካኹ ቀጸለ።

እቲ ስማርት ኮምፒተር ኩሉ ዝፈልጦ ክጠርናፍ ናብ ሓደ ነጥቢ ምብጻሕ ኣጸገሞ። ቱርካዊ ኸኣ ተዓዋቲ ኮነ።

ባህልን ስነጥበባትን

## “መምዘኒ ብቕዓት፡ ልምምድ`ዩ ኢለ እየ ዝኣምን።”

# ወግዒ ምስ ስነ ጥበበኛ ሻም ጐሹ

*መለስ ንጉሰ*



**ድምጻዊት ሻም ጌሹ ካብ ቍልዕነታ ጀሚራ ኣብ ዓውዲ ስነጥበብ ብፍላይ ኣብ ደርፍን ተዋስኦን ክትነጥፍ ዝጸንሐትን ብንጥፈት ትሰርሕ ዘላን ኮይና፡ ብፍላይ ኣብ ብሄረ ትግረ ኣተኵራ እትደርፍን ተስፋ ዘለዋ መንእሰይን ብምዃና ምስኣ ዝተኻየደ ቃለመጠይቕ ነቕርብ ኣለና። ድምጻዊት ሻም ጌሹ ብቛንቋታት ትግረ፡ ትግርኛን ዓረብን እትደርፍ ውልዶ ድምጻዊት እያ። ኣብ ንኡስ ዕድሜኣ ኮኾብ ክትከውን ዝበቕዐትን ዕውትቲ ጓል ኣነስተይትን ምዃና፡ በቲ ሓደ ናይ ቋንቋ ምልከታ በቲ ኻልእ ንመንእሰያት ኣብነት እያ። ምስኣ ዝተኻየደ ወግዒ ስዒቡ ይቕርብ፡-**

**◆ ድሕረ-ባይታኺ ከተዕልልና፡-**

ግንቦት 1991 ኣብ ሂምቦል ተወሊደ። ስድራይ ኣቦይን ኣደይን ኣብ ባህሊ እዮም ኔሮም። ኣቦይ ሙዚቀኛ እዩ፡ ኣደይ ድማ ድምጻዊት። ድሕሪ ናጽነት ክሳብ ጓል 5 ዓመት ዝኸውን ማማ ምስ ካናሪ ባንድ ኔራ። ባባ ድማ ምስ ማርሽን ባንድ ኔሩ። ድሕሪ’ዚ ንጊንዳዕ ቀይርና መዋዕለ ህጻናት ኣብ ጊንዳዕ እየ ተማሂረ። ናይ ቁልዕነት ግዜይ ኣብ ጊንዳዕ እየ ኣሕሊፈዮ።

**◆ ጊንዳዕ እንታይ ስለዝነበረ ኢኹም ኬድኩም?**

ስድራ ማማ ጊንዳዕ ስለዝነበሩ፡ ኣዲኣ ንማማ (ዓባየይ) ካብ ወጻኢ ሃገር ንጊንዳዕ ስለዝመጸት ጠቕሊልና ንጊንዳዕ ኬድና። ባባ ግን ኣብ ኣስመራ ተሪፉ፡ ኣነ፡ ሓወይን ማማን ክሳብ ትምህርተይ 8ይ ዝበጽሕ ኣብ ጊንዳዕ ጸኒሕና።

**◆ ማማኺ ስነጥበብ ገዲፋቶ ድያ ኔራ?**

ማማ ስነጥበብ ኣይሓደገቶን። ናስብ ኣስመራ እናተመላለሰት ትሰርሕ ኔራ። ሙዚቃዊ ድራማታትን ደርፍታትን ትሰርሕ ኔራ።

**◆ ንስኺ ኸ ካብ መዓስ ኢኺ ምድራፍ ጀሚርኪ?**

ካብ ኣዚለ ጀሚረ እዋሳእን እደርፍን ኔረ። ገለ ጽልዋ ኔሩኒ እዩ። እቲ ኣብ ገዛና ዝዕለል ኩሉ ብዛዕባ ስነጥበብ ስለዝነበረ ትጽሎ ኢኻ። ኣብ ምዕጻው ቤት ትምህርቲ ምስ’ቶም ቅድሚት ተሰሪዖም ዝዝምሩ እየ ኔረ። እዋሳእ፡ እደርፍ፡ እስዕስዕ ኔረ። ድሕሪኡ ጓል 8 ዓመት ምስ በጻሕኩ ኣብ፡ “እምብዕ እት ዕድራ” እትብል ናይ ትግረ ፊልም ማማ ትዋሳእ ስለዝነበረት፡ ኣነ ድማ ምስኣ እናኸድኩ ነቲ ስክሪፕት ከንብቦን ክዋስኦን ዝረኣየኒ ዳይረክተር ናይ’ታ ፊልም ወዲ ኣሰናይ፡ “እዛ ፊልም ናይ ቆልዓ ገጸ-ባህሪ ስለዘለዋ ከነዋስኣ ኢና” ኢሉ ኣእትዩኒ። ጓል 8 ዓመት እንከለኹ ፊላሚት ተዋስኣይ ኣብ ስክሪን ዝቐረብኩላ ኾነት።

**◆ ኣብ’ታ ፊልም ከም መን ኳንኪ ኢኺ ተዋሲእኪ?**

ኣብ’ታ ፊልም ከም ጓል ስዉእ ኮይነ እየ ተዋሲአ። ድሕሪኡ 8ይ ክፍሊ ምስ በጻሕኩ፡ “ቤት ምን ዓርሽ” ትብል ፊልም ትስራሕ ስለዝነበረት ሕጂ እውን ወዲ ኣሰናይ ንኽሰርሕ ዕድመ ኣቕሪቡለይ። ጓል 16 ዓመት ምስ ኮንኩ ኣብታ ፊልም ነታ ቐንዲ ገጸ ባህሪ ሓብታ ኾይነ እየ ተዋሲአ። ንውሕ ዝበለ ግዜ ልምምድ ጌርናሉ ዳርጋ 3 ወርሒ ኣብ ጊንዳዕ ኮይነ ነቲ ስክሪፕት የጽንዖ ኔረ። ኣጋጣሚ ክረምቲ ስለዝነበረ ናብ ባባ ኣስመራ መጺአ እናተለማመድኩ ተሳኢለያ።

እታ ፊልም ብዙሕ ደርፍታት ኔርዋ። ምስ’ቲ ደርፍታት ናይ ምድጋም ልምድን ደራፊት ናይ ምዃን ባህግን ነቲ ኣብ መንጎመንጎ ዝነበረ ደርፍታት ክደርፎ ይውዕል ነበርኩ። ዋዒ ኔርኒ። ካብ ኣፎም መመንጢለ እደርፍ ስለዝነበርኩ ኣብ ስትድዮ ነቲ ደርፌ ባዕለይ ኣቴዮ። ከምዝደርፍ ካብቲ ዕለት ኣትሒዙ ክልለ ጀሚረ። እታ ፊልም ምስተወድኤት ትምህርቲ ምጅማር ኮይኑ ንጊንዳዕ ተመሊሰ።



ድሕሪ እዚ ዋዕላ ቋንቋ ትግረ ኣብ ኣስመራ ይካየድ ስለዝነበረ ተጸዊዐ ኣብቲ ዋዕላ ንመጀመርታ ግዜ ደሪፈ። በቲ ኣብቲ ፊልም ዝደረፍክዎ፡ “ናይ መን እዩ እዚ ድምጺ?” እናበሉ ይሓቱ ስለዝነበሩ ኣነ ምኺነይ ተፈሊጡ ኣብቲ ዋዕላ ምስ’ቶም ዓበይቲ ደረፍቲ ትግረ ኾይነ ደሪፈ። ብድሕሪ እዚ ምስ ስነጥበበኛ ዓብደልቃድር ዓብደላ ዑስማን (ወዲ ብሉሕ) ኮይነ፡ ጐስጓስ ንሳዋ ዝኸዳ ደቀንስትዮ ደርፌ ኣብ ስታድዮም ደሪፈ። ሙዚቃዊት ድራማ እያ ኔራ።

**◆ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርትኺ ኣበይ ዛዚምኪዮ?**

ኣብ ኣስመራ እየ ተኸታቲለዮ። ኣብ ኣስመራ ሓፈሻዊ ክምሃር ጠቕሊለ ናብ ኣስመራ ምስ መጻእኩ፡ ኣብ ጉጅለ ባህሊ ኣሰር ብ2009 ተጠርኒፈ። ንኽልተ ዓመታት ኣብ’ታ ጉጅለ ድሕሪ ምጽናሕ ናብ ጉጅለ ባህሊ ሶይራ ብስነ ጥበበኛ ኣሮን ተኪኤ እትእለ ጉጅለ ባህላዊ ጉዳያት ህግደፍ ዝኾነት ተጠርኒፈ። ኣብዛ ጉጅለ ባህሊ ምስ ተጠርነፍኩ ብዙሕ ሃገራዊ ደርፍታት ክንሰርሕ ጀሚርና። ዑደት ንኸይድ ስለዝነበርና ጽቡቕ ህይወት ሙዚቃ ኣሕሊፍና። ብዙሕ ጽቡቕ ዝኽሪ ኣለኒ።

**◆ ሕጂ እዛ ባንዲ ኣበይ እያ ዘላ?**

እዛ ባንድ ከምቲ ዝነበረቶ ኣይቀጸለትን። ስማ ግን ኣብ ባህላዊ ጉዳያት ህግደፍ ኣሎ። ኣባላታ ብዝተፈላለየ ምኽንያታት ፋሕፋሕ ስለዝበሉ ከምቲ ናህራ ኣይቀጸለትን። ንሕና ግን ኣብኣ ኣለና። ከም ስራሕ ምስ ካልኦት ጉጅለታት ባህላዊ ጉዳያት ንሰርሕ ኣለና።

**◆ ናይ ጊንዳዕ ግዜ ቁልዕነትኪ ነነጢርክዮ ትኾዲለኺ ም ከመይ ኔሩ?**

ጊንዳዕ ዝበዝሕ ህዝባ ብሄረ ትግረ እዩ። ቋንቋ ኣደይ ትግረ ብምዃኑ ትግረ እናተዛረብኩ እየ ዓብየ። ኣብ ጊንዳዕ ሰለስተ ብሄራት ዝዛረብዎ ቋንቋ እዩ ዘሎ። ሳሆ፡ ትግርኛን ትግረን። ቋንቋ ዓረብ እውን ይዝረብ እዩ። ኣነ ቋንቋታት ትግረ ትግርኛን ዓረብን እየ ዝመልኽ፡ እቲ ቋንቋ ሳሆ ግን እቲ ዝዓበኹሉ ቦታ ሳሆ ስለዘይነበርዎ ክለምዶ ኣይከኣልኩን። ክለምዶ ዕድል ረኺበ ነይረ እንተዝኸውን ክንደይ ባህ ምበለኒ።

ኣብ ጊንዳዕ ከለኹ፡ ኣብ ሃማመተኤ በቲ ዝነበረኒ ዝንባለ፡ ክደርፍ እየ ዝውዕል ኔረ። ሓወይ ኣሎ ምንኣሰይ ሕጂ ኣብ ጉጅለ ባህሊ ኣሰር ዘሎ ሳይሞን ጌሹ ሙዚቀኛ እዩ። ሽዑ ኣብ ጊንዳዕ እንከለና ንዓይ ክርኢ ኢሉ ናብቲ ማሕበር ይጽንበር ኔሩ። ዝያዳ ኣብ ኩዕሶ እዩ ዘድህብ ኔሩ፡ ድሓር ሙዚቃ ክንምሃር ምስጀመርና ንዓይ ፍሉት ትበጽሓኒ እሞ ከይተንከፍኩ ኣብ ገዛና የቕምጣ። ምኽንያቱ ናይ ደርፌ እምበር፡ ናይ መሳርሒ ሙዚቃ ተውህቦ ኣይነበረንን መስለኒ፡ ኣይሃረምክዋን። እዚ ሓወይ ዝብለካ ሳይሞን ጌሹ ግን ነታ ፍሉት ኣብ ውሑድ መዓልታት መሊኽዋ። ሕቡእ ተውህቦ ግዲ ኔርዎ ነዚ መሳርሒ ሙዚቃታት ቀልጢፉ እዩ ዝመልኮ። ኣኮይ ዓብደልቃድር ፋግር ክራር ሰሪሕሉ ብኡ ኣቢሉ ሙዚቀኛ ኾይኑ። ሕጂ ኣብ ደሓን ኩነታት ኣሎ። ኣነ ግን ኣብ ደርፍን ትልሂትን ከምኡውን ተዋስኦ እየ ዝነጥፍ።

ጊንዳዕ ማራ እየ ዝፈትዋን ዝናፍቓን። እቲ ናይ ቁልዕነተይ ግዜ ዝያዳ ካብ ትምህርቲ ናብ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ጊንዳዕ እናተመላለስኩ እየ ኣሕሊፈዮ። ካብ ንኡስ ዞባ ሓሊፈ ክሳብ ዞባ ሰሜናዊ ቀይሕ ባሕሪ ብትልሂትን ደርፍን ይዋሳእ ኔረ። ንዞባይ ወኪለ ኣብ ፌስቲቫላትን ካልእ ውድድራትን እሳተፍ ኔረ። ትልሂት ሕዳርብ ዓፋርን ትግረን እስዕስዕ እየ።

**◆ ኣብ ጉጅለ ባህሊ ኣሰር ዝነበረኪ ተሳትፎ ከመይ ኔሩ?**

ኣብ ሃገራዊ በዓላት 2-3 ሙዚቃዊ ድራማታት እናተዋሳእኩ ደርፍታት እናደረፍኩ እየ መጺአ። ተዋስኦታት እዋሳእ ደርፌ እደርፍ ወዘተ።

**◆ ወላዲኺ ስነ ጥበበኛ ጐሹ ኑቲ ስነጥበብ ቀጺልዎዶ?**

እወ ይቕጽሎ ኣሎ። ተዋስኦታት ይዋሳእ እዩ። ሙዚቀኛ እዩ። ‘ብሉዊን’ ዓይነት ሙዚቃ ይመልኮ እዩ። ፍሉት፡ ሳክስፎን ትራምፔት ይጻወት እዩ። ልክዕ ሕጂ ምስ ነኣሽቱ መንእሰያት ማዕሪኦም ተሰሪዑ ክነፍሕ ኣይክእልን ይኸውን፡ ግን ኣብ ዞባታት እናኸደ ይምህርን የሰልጥንን እዩ። ባንዲ ይኣሊ እዩ። ማርሽን ባንድ የሰልጥን ኣብ ጋሽ ባርካ ከይዱ እውን ሙዚቃ ይምህርን የሰልጥንን ኣሎ።

**◆ ናብ ህዝቢ ዘላለየትኪ ደርፊ ኣየነይቲ እያ?**

ሰብ ኣብቲ ዋዕላ ቋንቋ ትግረ ዝነበረሉ እዩ ኣላልዩኒ። ዋላኳ ሓደ ሓደ ደርፍታት ኣብ ሙዚቃዊ ድራማ እደርፍ እንተ ነበርኩ፡ ኣብቲ 9ይ ክፍሊ ዝነበርክሉ ዋዕላ ቋንቋታት ትግረ ናይ ሓባር ስራሕ ኔሩ። ናይ ሓባር ደርፌ ትግረ ኩልና ናይ ትግረ ደረፍቲ ደሪፍና፡ ዝነኣስኩ ኣነ ኔረ።

**◆ እታ ደርፊ ብዛዕባ እንታይ እያ ኔራ?**

ዋዕላ ቋንቋ ትግረ ስለዝነበረ ያታዊ ትሕዝቶ ዘለዋ ንቛንቋ ትግረ ትምልከት ደርፌ እያ ኔራ።

**◆ በይንኺ ንመጀመርታ ግዜ**

**ዝደረፍክያ'ኺ?**

ምስ ኣሰር ይኹን ሶይራ ባንድ ከለኹ ናተይ ደርፊ ዳርጋ ኣይነበረንን። ናይ ካልኦት እናደረፍኩ እየ ወዲኤየ። ኣብ ሶይራ ባንድ ከለኹ ግድን ናትኩም ክትደርፉ ኣለኩም ምስተበሃልና 'ሓይስ ናት' ትብል ደርፊ ማለት ብሉጽ ናይ መዘንኡ ዝብል ትርጉም ዘለዋ ናይ ገጣሚ ዓብደልቃድር ብሉሕ ዜማ ድማ መዚቀኛ ኣሮን ተኪኤ ሰሪሖሙለይ። ናይ መጀመርታ ደርፈይ እዚኣ እያ። ጽብቕቲ ስራሕ ኮይና ናይ 2010 ሓንቲ ካብተን ቶፕ 10 ብሉጻት ደርፍታት ተባሂላ ወጺኣ። ኣብ 2011 ድማ ሶሚት ትብል ደርፊ ሰሪሐ። ኣዝያ ተቐባልነት ዝነበራ ደርፊ እያ። ብልጽቲ ዑንቂ ማለት እዩ ናይ ሃገር እያ። ቋንቋ ትግረ ዘይሰምዕ እውን ይፈትዋ እዩ። ገጣሚኣ መሓመድ እድሪስ ዓፋ (ወዲ ዓፋ) እዩ። ዜማ ኣሮን ተኪኤ ጌሩላ። ብድሕሪ እዚ ዳርጋ ኣየቋረጽኩን፡ በብሓደ እናነበርኩ ሃገራውያን ደርፍታት ብዘይምቁራጽ እየ ሰሪሐ።

**◆ ክንደይ ዝኸውን ዛጊት ደሪፍኪ ኣለኺ?**

ሙብዛሕቱ ኣብ ሙዚቃዊ ድራማ ኣትየ ዝደረፍክዎ እዩ። ኣስታት 10 ደርፍታት ኣብ ሙዚቃዊ ድራማ 15 ዝኸውን ደርፍታት ድማ ርእሰን ዝኸኣላ ኣለዋኒ። ኣብ ፌስቲቫላትን ሃገራዊ በዓላትን እደርፍ እየ።

**◆ እዘን 15 ደርፍታት ብቛንቋ ትግረ እየን፡ ትግርኛ'ኺ ትደርፊ ዶ?**

እወ 3 ደርፍታት ትግርኛ ኣለዋኒ። ሰብ ብናይ ትግረ ደራፊት እዩ ዝፈልጠኒ። ብዘይካ ትግርኛ ዓረብ እውን ደጊመ እደርፍ እየ። ንኹሉ ብማዕረ ከድምዓሉ እኽእል እየ። ንኣብነት ትተና ህድሞ እትብል ናይ ትግርኛ ደርፈይ ኣብ 'ኳር ኣዋርድ' ሽልማት ረኺባ እያ።

**◆ ኳር ኣዋርድ እንታይ እዩ?**

ኳር ኣዋርድ ኣብ ናሚብያ እዩ። ንቕርኒ ኣፍሪቃ ወኪላ ተወዳዲራ ካብ ብሉጻት 6 ሓንቲ ኾይና ተዓዊትና። (ጣቕዒጥ!) ቀዳመይቲ ፈተነ ናይ ትግርኛ እያ። ጽቡቕ ስም ረኺበላ። ቀጺለ ምስ ድምጻዊ ሚልዮን ኀይትኦም ሓንቲ ደርፊ ሪሚክስ ጌርና ደሪፍናያ። ግጥሚ ሄኖክ ታደሰ እዩ ዜማ ድማ ናይ ኣምሓርኛ እዩ። ሳልሰይቲ ቅጭንይ እትብል ትግርኛ ባህላዊት ሰሪሐ። ቅጭንይ ግጥምን ዜማን ድምጻዊ ኣንገሶም ተስፋይ(ወዲ ተስፋይ) እዩ ሰሪሕለይ።



**◆ እታ ኣነ ግጥሚ ዝነበርክዋ ምስ ድምጻዊ ኤሳው ዝደረፍክያ'ኺ ደርፊ ኣይኮነትን ድያ? (ክክክክ)**

(ክክክ) ሓቅኻ ረሲዐያ ምኽንያቱ ኣብ ውሽጢ ሙዚቃዊ ድራማ ስለዝኾነት እያ። ንፋስ ሓርነት ዘርእስታ ምስ ድምጻዊ ሳሚኤል ዘርእዝጊ(ኤሳው) ኣብ መዓልቲ ሰማእታት ዝደረፍናያ ግጥምኻ ኔራ፡ ዜማ ድማ ኤሳው እዩ ጌርዋ። ካልእ ዝረሳዕክዎ እንተሎ ኸኣ ኣቕዲመ ይቕሬታ እብል።

**◆ "መፍትሕ ኩሉ" እትብል ናይ ቛንቋ ትግረ ደርፍኺ መን እዩ ሰሪሕዋ እንታይከ ትብል?**

መፍትሕ ኩሉ ግጥማን ዜምኣን መሓመድ እድሪስ ዓፋ (ወዲ ዓፋ) እዩ ሰሪሕዋ። እታ ደርፊ ከምዚ እያ ትብል፡-

*"መፍትሕ ኩሉ ሕናቱ ማን እንክስት ወገለብ*

*ወኣንዋር ፈጅር ሕናቱ ፍረ ድኑስ ወተረብ*

*እትየ እላ ዕድና ዲብና ምን ትትወለብ*

*ወ ኢንጠመዕ ምና ሓቴ ኢንጠመዕ*

*ምን ላሕበትና ትትሓረብ*

*ኢደብ ብና ወዓሽም ወረኢይ ባይን እብ ዕልም*

*ወእግል ልብጻኣሕ ርሽሙቱ ለናይ ዓውቴና ሰልም*

*ይንትሃኬ ወ ይንትሃኬም ምን ዓማር*

*ወኢንሸክፍ ምን ትልም*

*ለተረትና ኣዜቱ እብ ኤታን ራተዕ ወዕልም*

*ለወቅትና ኣዜቱ ዲብ ዓውለት ወዕልም"*

*ትርጉማ ድማ፡-*

*"መፍትሕ ኩሉ ንሕና ኢና፡ የማን ጸጋም ንኸፍት*

*መብራህቲ ጽባሕ ንሕና ኢና ፍረ ብሱል እንሸምት*

*እዛ ወለላ ዓደይ (ናባና እንተጠመተት)2*

*ኣይንበቕቕን ንዓኣ ሓንቲ ኣይንበቕቕን*

*ብርሃጽና ትትሓጸብ ብጽንዓትና ትርጋእ*

*ኣብ ዕላማ ንኽንበጽሕ ብትምህርቲ ንሰጉም*

*ናይ ዓወትና ኣሰካላ ክይተሃክናን ክይሰልክናን ንሰግግስ*

*ካብ ራኣን ልምዓትን ፈጺ ምና ኣይነላግስ*

*ግዜናኮ ሕጂ እዩ ብትምህርትን ራኢይን*

*ግዜና ሕጂ'ዩ ንምዕባለን ዕቤትን!"*

**◆ ዝያዳ ባህላውያ ዘመናዊ ደርፊ ኢኺ ትፈትዊ?**

ባህላዊ ደርፍታት እናሰርሑለይ እምበር ሻፍት ቢት ኮይኑ ዘመናዊ እየ ዝፈቱ።

**◆ ቪድዮ ክሊፕ ኣለኪዶ? ኣብ ክሊፓትኪ ከም ተዋሳኢት ትነጥፊዶ?**

ዝበዝሐ ባዕለይ እየ ዝዋስኦ። 2 ክሊፕ ብዘባ ሰሜናዊ ቀይሕ ባሕሪ ዝተመወላ

ኣለዋኒ፡ ባዕለይ ተዋሲኤየን። ሃገራውያን ደርፍታት እየን። ኢሰኤካ(እጽበየካ)ን ዓሌወካ(ሰደትካ)ን ዝብላ ኾይነን ከልቲኤን ግጥመንን ዜምኤንን ስነጥበበኛ ስራጅ ሓጅ ዝገበረለይ እየን። ኣብ መንእሰያት ኣተኩረን ናይ ሃገርን ሰደትን ደርፍታት እየን።

**◆ ካብ ኩለን ደርፍታትኪ ንመን ኢኺ ዝያዳ ትፈትዊ?**

ከወዳድረን ኣይክእልን እየ። ንኹለን ማራ እየ ዝፈትወን። ኩለን ተወዳደርቲ እየን ኢለ እየ ዝሓስብ። ብስምዒት ተመሲጠ ድማየ ዝደርፈን። ህዝቢ ዝያዳ ዝፈትዋ ግን "በዓል ሻምየ" እትብል ደርፊ እያ። ኣነ እውን ኣዝየ እየ ዝፈትዋ። ናይ ፍቕርን ሃገርን ደርፊ እያ።

**◆ እንታይ እያ ትብል እስከ ቑሩብ ብዛዕባኣ ካብቲ ግጥማ ሃብና?**

"በዓል ሻምየ ጋንፅ ኣብሽሪ ልብለኒ
ወኣና ልብየ ህነት ምኑ ይእጸነሕ
በዓል ሻምቡ ቤለውኒ ለእግላ ገነሕ
እብ ደሙ ወላህበቱ ሀእግላ መንሕ
በዓል ሻምየ እት ረኣሸ ከፎ ጸምር
ዝያድ ቤለው እግላ ፈቴ ወለዓምር
ምን ሰኣልኮ ስሜታ ግል ኣምር
ኤረትርያ ቤለው ድጌ ዳምር
እግል ኢሕሜ ገብኣት እቾ ምድር
ኢኮን ህቱ ኖሼ ምን እቐድር
ዕቀባ ወፈቴካ ላኪን ዕዝር
ለተርፍ ወ ከርፍ ምን ብትር" ገለ ካብቲ ግጥማ ነዚ ይመስል። ግጥማን ዜምኣን ወዲ ዓፋ እዩ ጌርዋ። ትርጉማ፡-

"ኣፍቃሪየይ ጅግና ኣጆኺ ይብለኒ ክሳብ ዝጥዕመኒ
ኣነ ከኣ ልበይ ዘይተዕርፍ ትርግታኣ
'ኣፍቃሪት ኣላቶ' ሰሚዓ፡ ንሱ ዝሕልዋ
ደሙን ረሃጹን ዝልግሰላ
ዋና ልበይ ኣብ ልዕለይ ከመይ ኢሉ ይድርብ
ዝያዳ ኸኣ ኢለ'ሞ ንዓኣ ይግደስ
ተሓተትኩ ስማ ንኽፈልጥ ፍቕሪ
ኤርትራ'ያ ኢሎማ እዛ መሬት ሕድሪ።
ኣይኮነን ንሱ ኣነውን ምኽድኩ ክሕልዋ
ኢደይ ምሓወስኩ ንሳ ንኽርህዋ" ነዚ ይመስል።

**◆ ምስ ህይወትኪ ዝተኣሳሰር ዝደረፍክዮ ኣለኪዶ?**

የብለይን።

**◆ መቸም ጉርሒ መሲ ኡኺ እዩ?**

ኣይ ... ኖ ጉርሒ ኣይኮነን ብሓቂ ምስ ህይወተይ ዝተኣሳሰር ደርፊ የብለይን።

**◆ "ሎሚ ኸ" እትብል ምስ ድምጻዊ ሚልዮን ዝደረፍክያኺ ከመይ እያ? ረሲዕክያዶ ሓቀይ?**

ኣይረሳዕክዋን ሓዳሽ ናይ 2021 ደርፊ እያ። ናይ ተስፋይ ዝተባህለ ገጣሚ እያ። ዘያሚኣ ድማ ሙሴ መኮነን(ቺነዝ) እዩ። ስሎው ቢት ኮይና ኣዝያ ብልጽቲ ደርፊ እያ፡ ተሳኢላላ ግን ኣይወጸትን።

**◆ ወላዲትኪ ኣብ ስነጥበብ እንታይ እንታይ ኣበርኪታ?**

ማማ ስነጥበበኛ ድምጻዊትን ተዋሳኢትን እያ። መሊካ መሓመድ ዓሊ ድማ ትብሃል። ክ/ሰራዊት 96 ኔራ ገጣሚትን ዘያሚትን እውን እያ። ንስነጥበባዊ ስርሓ ባዕላ እያ ትሰርሓ። ብርክት ዝበሉ ስርሓት ኣለዉዋ። ምስ ጉጅለ ባህሊ ዓራግ ብዙሕ ሰሪሓ። ኣብ ስነጥበብ ዕሙቕ ዝበለ ኣፍልጦ እዩ ዘለዋ። ኣነ ንባዕለይ ስርሓተይ ንማማ እየ ዘርእያ። ናተይ ሞዴል ማማ እያ። ድምጻይ ትፈልጦ እያ፡ ሕጂ ግን ቀሩብ እልይ ኢላ ኣላ። ብጓል መሓመድ እዮም ብጾታ ዝፈልጥዋ።

**◆ ደስ ትብለኪ ናይ ማማኺ ደርፊ ኣየነይቲ እያ?**

ግሩም ሕብራ እትብል ደርፊ ፍትውቲ ኣላታ።

**◆ ናይ ወላዲትኪ ደርፍታት ክትደግምዮ ትሓስቢዶ?**

ናይ ማማ ኣዝዩ እዩ ዝኸብደኒ፡ ክትንክፎ ኣይደልን እየ። ምስ ማማ እናተቐባበልና ክንደርፍ ግን እደሊ እየ። ማማ ንሕና ደቃ ኣብ ስነጥበብ ምንጣፍና ሕጉስቲ እያ። ነቲ ናታ ሞያ ስለዝወረስና ኣዝያ እያ ተተባብዓና። ምኽንያቱ ማማ ብኣቃውማ ቦታን ካልእ ነገራትን ከምቲ ዝግባእ ኣይወጸትን። እቲ ጥበብ ኣባና ክትርእዮ ኣንከላ ግን ትሕጐስ።

**◆ ብልጫታትኪ ካበይ ዝተበገሰ እዩ? ከመይ ኢልኪ ኢኺ ዝሓሸኪ ኾንኪ?**

የቐንየለይም፡ ብዙሕ ልምምድ እየ ዝገብር። ናይ ብቕዓት መምዘኒ 'ልምምድ እዩ' ኢለ'የ ዝኣምን። ኣብዘን ባንድታት ቀደም ብዙሕ ልምምዳት እዩ ዝግበር ኔሩ ዝሓሸ ስራሕ ድማ ይፈሪ ኔሩ፡ ሎሚ ግን እቲ ልምምዳት እናነከየ ይኸይድ ኣሎ ኣዝዩ ኣሻቓሊ ጉዳይ ድማ እዩ ምኽንያቱ ብዘይልምምድ ናይ ሃታሃታ ስራሕ እዩ ዝኸውን። ናይ ሃታሃታ ድማ ሃታሃታ ኮይኑዩ ዝተርፍ። ስለዚ ኣነ ብውልቀይ ልምምድ እገብር እየ። ደርፍታት ክጠቕመኒ ይኽእል እዩ ዝበልክዎ ናይ ሱዳን ይኹን ናይ ሃገርና ነቲ ቴክኒካቱን ብልጫታቱን ኣብ ዝ ኾይነ ክደጋግሞ እየ ዝውዕል።

**◆ ክልተ ምጭዋት ቆልዑ ርእየልኪ ኣለኹ፡ መዚቃን ቆልዑትን ብኸመይ ተሳንዮም?**

ክልተ ቆልዑ እዮም ዘለዉኒ። ብሩኽ ዘልኣለምን ሜሎዲ ዘልኣለምን ይብሃሉ። ወዲ 8 ዓመትን 4 ዓመትን እዮም። እትረፍዶ ሕጂ ቁሩብ ጎቢዞም ብህጻንነቶም ከለዉ እውን ኣይከበደንን። ነገራት ከምዝገበርካዮም ኣብ ርእስና እዮም። ከቢድ ነገር ኣሎ ኢለ ኣይሓስብን እየ። ባዕልና ኢና ንሸገር ማለት "ከመይ ደኣ ክገብር እየ" ኢልና ሸቕልቀል ንብል። ከምዚ እንተኾንካ ዋላ ሓደ ነገር ኣይተፍርን ኢኻ። ልክዕ እዩ ጥጡሕ መንገዲ የለን። ባዕልኻ ኢኻ ከም ዝጥዕም እትገብሮ። ምሕደራ ግዜ እዩ ቢቃ! ብህጻኖም እንከለዉ ከማን ምስ ማማ ገዲፈዮም እገይሽ ኔረ።

**◆ ዛጊት ናበይ ናበይ ጌሽኪ ኣለኺ?**

3 ግዜ መገሻ ኣጓኒፍኒ'ሎ። ሓንሳብ ናብ ኤውሮጳ፡ (ሽወደንን ኖርወይን)፡ ካልኣይ መገሻይ ንኩዌት እዩ ኔሩ። ሳልሳይ መገሻይ ድማ ንሰዑዲ ዓረብ ኮይኑ ናብ ጅዳን ርያድን ኔሩ። ነዚ ንውሕ ዝበለ ግዜ ንደቀይ ማማ እያ ትሕዘለይ።

እዚ ንልምምድ ንሓደ መዓልቲ ከተማ ዝወጸሉ ግን ኣለዋኒ ጐረባብተይ ምስኤን ይሓድጎም። ጥዑማት ጐረባብቲ እየን ዘላዋኒ። ንደቀይ ይፈትወኦም እየን። ቢቃ

ከም ደቀን ጌረን የጽንሓለይ። በዚ ኢጋጣሚ ድማ ከመስግነን እደሊ። ምስ ሰብ ጽቡቕ ዝምድና እንተለካ ኩሉ ይቕለልካ እዩ። ንዓይ ሕጂ ምንጪ ሓጐሰይ ምስ ሰብ ዘለና ምርድዳእ እዩ።

**◆ እንታይ ዓይነት መዘናግዒ ባህ ይብለኪ? ትዘናግዒ ዲኺ?**

እወ ምዝንጋዕ ዝጸልኦ ሰብ የለን። ዕላል ምስ ሰባት ባህ ይብለኒ። ቡን ቆሊኻ ብፕሮግራም ምዕላል ባህ ይብለኒ። ንሰብ ጽን ኢለ ክሰምዕን ሰብ ክሰምዓንን እደሊ እየ። ሙብዛሕቱ እዋን መደባተይ ኣብ ዓራት ኮይነ እየ ዝውድኦም። ዝኾነ ፕሮግርም ሰሪዐ እየ ዝንቀሳቐስ። ኣብ መደበይ ኣትዩ ዝዝርገለይ ድማ ኣይፈቱን እየ።

**◆ ካብ ድምጻውያን ደቀንስትዮ ሃገርና ንመን ተድንቒ? ገለ 3 ጥቐሲ እንተትብሃሊ?**

ኣነ ከም ናይ ትግረ ደራፊት መጠን ነተን ዝርካበን ዘለዋ ደረፍቲ ንኹለን ብዘይ ቀልዓለም እየ ዘድንቐን። ነናተን ብልጫታት ኣለወን። ካብ ሓንቲ ንሓንቲ ክፈላልየን ኣጸግመኒ እዩ።

**◆ ሕጂውን ጕርሒ ይቕጽል ኣሎ**

ናይ ብሓቀይ'የ።

**◆ ካብ ኣወዳትከ?**

ካብ ኣወዳት እውን ከምኡ።

**◆ እንታይ ዓይነት ሕብሪ ኾን ትፈትዊ ትኾኒ?**

እንታይ ከምትትርጉሞ ኣይፈልጥን፡ ኣነ ግን ጸሊም ሕብሪ'የ ዝፈቱ። እዚ ክዳነይ ኣስተውዒልካሉ ከምዘለኻ ጸሊም እዩ። ጸሊም ክዳን ደስ ይብለኒ።

**◆ ዋእ ጸሊም ሕብሪ ትፈቱ ሰብ ድማ ተረኺቡ! ጽቡቕ ሓደ ካብ መሰረታዊ ሕብሪ እዩ። ከመይ ኢልኪ ኢኺ 'ጸሊም ሕብሪ እፈቱ' ትብልኒ ዘለኺ?**

ካብ ክዳውንቲ ጸሊም እየ ዝፈቱ። ንኽትርእዮ ግን ከምዚ ወርቃዊ ሕብሪ ደስ ይብለኒ። ንቕልዐ ዘሐጕሶ ኣብ ኣእዳወይን ኣጻብዕተይን ወርቃዊ ሕብሪ ዘለዎም ነገራት የስፍር እየ።

**◆ ደስ ዝብለኪ ባህሪ እንታይ እዩ?**

ስምዒታትካ ምሕባእ ኣይፈቱን እየ። ኢታ ዝተሰምዓትኒ ብግሉጽነት ክብላ'የ ዝፈቱ። ከምኡ ባህሪ ድማ እፍተወኒ። ሕቡእ ባህሪ ዘለዎ ሰብ ኣይፈቱን እየ። ብሓጺሩ ዝርድኣኒ ሰብ እደሊ እየ። ብዝተኻእለኒ ንሰብ ክርድኦ እፍትን እየ። ግልጽቲ ክኸውን እደሊ እየ። ክሳብ ዝክኣለኒ ድማ ኪይከስር እጽዕር እየ። ምስ ኩሉ ፍቕሪ ክህልወኒ እደሊ እየ። ከምዚ ዓይነት ሰብ ኣብ ከባብየይ ክህሉ ድማ እደሊ እየ።

**◆ ብንእሽቶኺ ኢኺ ተመርዒኺ፡ ብንእሽቶኻ ምምርዓው እንታይ ብልጫን ሳዕቤንን ኣለዎ?**

ንዓይ ኣብ ርድኢተይ እንታይ ኔሩ መስለካ፡ ተግብሮ ኣይትተግብሮ ውጥን ትውጥን ኢኻ። ኣብ ከምዚ ዓመተይ ከምዚዶ ይህልወኒ ይኽእል? ወይ ኣብ ከምዚ ዓመተይ ክምርዖ እየ ወዘተ ትብል ኢኻ። ኣነ ከውጥን እንከለኹ ካብ ቀደም ኣብ ስነጥበብ ገለ ዓቢ ባይታ ክበጽሕ ብዙሕ ራእይታት ኔሩኒ። ብቕልዓይ ከለኹ ፍልይቲ ክኸውን ወይ ሓንቲ ፍልይቲ ኮኾብ ክኸውን ሕልሚ ነይሩኒ። ኣብቲ ክጕብዝ ዝጀመርክሉ እዋን እውን ኣብ ናብራን ሓዳርን ትሑት ርድኢት እዩ ኔርኒ። መደበይሲ ኣይነበረን። ግን ኩሉ ነገር ከምቲ ትውጥኖ ኣይኮነን። ንዓይ ብንእሽቶኻ ምምርዓው ብልጫ ኮይኑ ኣይስምዓንን።

**◆ ሕጅስ ኣቲ መርዓ ብውጥን ኣይኣተኽዎን ማለትኪ ድዩ?**

ብውጥን ኣይኣተኽዎን ዘይኮነስ ኣብቲ ዝተመርዓኹሉ ግዜ ክምርዖ እየ ኢለ ኣይሓሰብኩን። ቀልጢፍኒ እዩ። ልክዕ ፍትወት ኔሩ፡ ፍቕሪ ኔሩ፡ ጉቲቲ ድማ ናብ ሓዳር ኣእትዩኒ። ኣብ ሕጸ ነዊሕ ምስኮነ ናብ መርዓ ኣቲና።

**◆ በዓል ቤትኪ ስነጥበበኛ ድዩ?**

እወ።

**◆ ካብዚ ንብሎ ዘለና ደርፍን ተዋስኦን እንታይ ካልእ ሆቢ ኣለኪ?**



ብዙሕ ደኣ ኣየዕበኽዎን ኣምበር ዲዛይን ናይ ምግባር ሕልሚ ኣለኒ። ነዚ ናተይ ክዳውንቲ ባዕለይ እየ ዲዛይን ዝገብሮ። ናይ ሜክኣፕ ነገር እውን እፈታተን እየ። ዝለዓለ ሕልመይ ግን ስነ ጥበብ እዩ።

**◆ ንመንእሰያት ከተመሓላልፍዮ እትደልዩ መልእኽቲ እንተሎ፦**

ኣነ ብፍሉይ ኣብ ደቀንስትዮ እንድየ ከተኩር ዝደሊ፡ እንታይ እዩ እንድዒ ኣብ ገድሊ ሰውራ ኤርትራ ኣዝዩየ ዝግደስ። ኣብ ገድሊ ዝሓለፈ ናይ ደቂ ኣንስትዮ መግደራ ይትንክፈኒ እዩ። ንኣሽቱ ነገራት ክኹብደና ክርኢ ኣንከለኹ እተን ደቀንስትዮ ኣብቲ ገድሊ ዝሓለፍኦ ዝነበራ መከራን ዝጸርኦ ዝነበራ ከቢድ ነገርን ምስ ዝዝክሮ "እንታይ ዓይነት ዕላማ'ዩ ኔርወን?" ኢለ የስተንክር እየ። ሞዴልናስ ገድልና እዩ። ከባቢና ክጸልወና የብሉን። ቅዱስ ቅንኢ ጽቡቕ እኳ እንተኾነ ጽባቐናን ሓይልናን ኣብ ውሽጥና እዩ ዘሎ። ናትና ሓይልን ጽባቐን ከምዘለና ከነእምን ኣለና። ጽግዕተኛታት ክንከውን የብልናን። ሕሉፍ ታሪኽና ተስፋ ንኽይንቖርጽ ዘዘኻኽር እዩ። ጽባሕ ካልእ መዓልቲ እያሞ ተስፋ ክንቖርጽ ከምዘይብልና መልእኽቲ ከመሓላልፍ ምደለኹ።

**◆ ሻም እንታይ ማለት እዩ?**

ሻም ፍቕሪ ማለት እዩ።

**◆ ሕራይ ፍቕሪ!! የቐንየልና።**

ንዓይ እምበር የቐንየለይ!

ምስትምቓር መጽሓፍ

# መጽሓፍ ተደጉል ትምኒታ እንክሰምር!

መጽሓፍ ተደጉል ኣብ 2014 ብደራሲ መንእሰይ ማሕሙድ ኢብራሂም ዝተጻሕፈት ኮይና፡ ነቲ ብዶብ ዝተሳበበ ኲናት ኢትዮ-ኤርትራ ናይ ዝነበረ ሰለስተ ወራራት ወያነ ዝተዓዘቦን ኣብቲ ውግኣት ተሳታፊ ብምንባሩን ነቲ ብዙሕ ዘይተጻሕፈሉ ጅግንነት ዋርሳይ ይክኣሎ ክስንድ ዝኸኣለ እዩ። መጽሓፍ ተደጉል ብዘይካ እቲ ውሕሉል ኣጸሓሕፋኑ ኣወዳድቓ ቃላትን ደራሲ ተዛራቢ ካልእ ቋንቋ ብምዃኑ ነቲ ብድሆ ሓያል ይገብሮ።

ደራሲ ማሕሙድ ኢብራሂም ብ1985 ብንእሽትኡ ንሜዳ ወጺኡ። ኣብ 1990 ድማ ናብ ተዋጋኢ ሰራዊት ዝተመደበ ተጋዳላይ እዩ። ዝያዳ ነቲ ኲናት ዘስተማቕሮ ግን ኣብ'ዚ ካልኣይ ገድሊ እዩ። ደራሲ ማሕሙድ ኢብራሂም ኣብዚ ሕጂ እዋን ኣብ ኣጻምእ ደንከል ምስ ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ ኮይኑ ቃልሱ ይቕጽል ኣሎ። መጽሓፉ ድሮ ካብ ትሕተም 6 ዓመታት ጌሪ'ላ።

ኣብ ዳሕረዋይ ገበር ናይ'ቲ መጽሓፍ ደራስን ተመራማሪ ታሪኽን ኣቶ ኣለምሰገድ ተስፋይ ብኸምዚ ገሊጽዎ ይርከብ።

"ሳሕቲ ዝቕልቀሉ ንኻልኣይ ቋንቋኡም ዓይነታዊ ኣበርክቶ ዘወፍዩ ደረስቲ ኣለዉ። ፖላንዳዊ ጆሴፍ ኮንራድ ኣብ 20 ዓመቱ ንዝተላለዮ ቋንቋ እንግሊዝ ብስነ-ምትታት ንቕድሚት ወንጪፍዎ እዩ። ማሕሙድ እብራሂም ድማ ኣብ 15 ዓመቱ ንዝተማህሮ ቋንቋ ትግርኛ በዚ ኣገራሚ ብቕዓት ምጅማሩ ምስ ጆሴፍ ኮንራድ ዘመሳስሎ እዩ። ተወሰኽቲ ዓበይቲ ስርሓት ከኣ ንጽበ ኣሎና።" ይብል።

ደራስን ዝጠኞን ሰለሞን በርሀ እውን፦

"ተደጉል፡ ሓቅታት ኲናትን ስምዒት ደቂ ሰባትን ብግሉጽነት እትትርኽ ብዋሕዚ ኣዘናትዋ ኰነ ጽባቐ ኣገላልጻን ኣጠቓቕማ ቛንቛን ውህበት ደራሲኣ እተጕልሕ ንእድቲ ስራሕ እያ።" ይብል።

ካብ ሓደ ካልኣይ ቋንቋኡ ዝኾነ ደራሲ ከምዚ ዓይነት ብሉጽ መጽሓፍ ምርካብ ዘየገርም ኣይኮነን። መጽሓፍ ተደጉል ግን ብልጭኡ ኣበይ እዩ? መጀመርታ እቲ መጽሓፍ ዓሌቱ መዘክር እዩ። መዘክር ድማ ብዋና ዛንታ ዝተጻሕፈ ብምዃኑ ውልቀ ዛንታ እዩ። እዚ መጽሓፍ እዚ፡ ነቲ ብሓይሊ ዘይመሬቱ ክግብት ዝተበገሰ ጸላኢ ስሰዕ ሸውሃቱ እንታይ ከም ዝመስልን በቲ ሓደ ወገን ድማ እቶም ምእንቲ ሃገርን መሬትን ዝዋደቑ ዝነበሩ ኣባላት ሓይልታት ምክልኻል ወኖም ኣብ ምግላጽ፡ ብዘይ ወገንነት ዘዘንተወ መጽሓፍ እዩ።

መቓን ግዜ ካብ 1998 ክሳብ 2007 ዝተዘርግሐ እኳ እንተኾነ ሕመረት ዛንታ ግን ክሳብ ብይን ዶብ ዝተዋህበሉ እዩ።






ደራሲ ኣብ መንጽረ-ዛንታ ቀዳማይ ኣካል ዝተጠቕመ ብምዃኑ እቲ መጽሓፍ ውጽኢት ዕለታዊ ዝኽሪ ምዃኑ ንምፍላጡ ኣየሸግርን። ካብ ሓቐኛ ዛንታ ቕኑዕ ፍንትት ዘብሎ ናይ ኣስማት ምልውዋጥ እንተዘይኮይኑ ናብ ሓቀኛ ዛንታ ዝቐረበ እዩ። ምክና ናይ ዛንታ ዓውደ ውግእ እዩ። እዚ ኣብ ዓውደ ኲናት ናይ ሰለስቲኡ ወራራት ዝተሳተፈ ሓፊዝ ዝተባህለ ገጸባህሪ ኣብ መጀመርታ ተመክሮ ገድሉ ዘጓነፎ፡ ማለት ኣብ ዓውደ-ኲናት ዘጓንፍ ዝተፈላለየ ዝእመንን ዘይእመንን ፍጻሜታት ብዓቕልን ትዕግስትን፡ ብቕራጽነትን ጽንዓትን ይብድሆ ምንባሩ ዘርኢ ሓያል ጥበብ ኣዘናትዋ ዝተራእዮ መጽሓፍ እዩ።

ሓፊዝ ማዕረ እቲ ገድላዊ ህይወቱ ኣብቲ ናይ ንእስነት ፍቕሪ እውን ጥሒሉ ብምንባሩ ነቲ ቃልሱ ድርብ ጌሩዎ እዩ። ብዛዕባ ስድርኡን ሕጽይቱ ክትከውን ዝብህጋ ብጻይቱን እናሓሰበ እዩ ዝጋደል ኔሩ። ኣብ'ዚ ዛንታ እዚ ፍቕሪ ሃገርን ፍቕሪ ጾታን እናተሳነዩ ብምኻዶም ነቲ መጽሓፍ

ተነባቢ ከጉበሮ እውን ከኢሉ እዩ።

እታ ኣብ መጀመርታ ኣፍቃሪቱ ዝነበረት ራውዳ ምስ ሓደ ከንዲ ኣቦኣ ዝኸውን ስድራ ከመርዕውዋ ምሕሳበም ሓፊዝ መጺኡ እንተዘይኣገርሳጊልዋ ከትምርዖ ምዃና ንሓፊዝ ስለዝጸሓፈትሉ እቲ ወጥሪ ገድልን ፍቕርን ከንጸባረቕ ከኢሉ እዩ።

ሓፊዝ ምእንቲ ፍቕሪ ኣፍቃሪቱ ኢሉ ነቲ ዝዓበየ ዕማም ሃገራዊ ገድሊ ከወንዘፎ ኣይከኣለን፣ ንኣፍቃሪቱ ንመስዋእቲ ወፍዩ ነብሱ ንሃገሩ ኣሕሊፉ ከሀብ መሪጹ። እቲ ምዑት ዋርሳይ ኣብ እግሪ መኸል ማለት ግንባር ዓሊቴና መረብ ጎሶማ ግርመን ጽብራን ሽላሎን ከባቢኡን ባድመን ከባቢኡን ብብሬን ተኾሳቲፉ እዩ። ንራውዳ ፈታዊቱ ቀቢጹ፡ ንውባ ዓል ጋንትኡ ብመስዋእቲ ተፋንዩ፡ ነቲ ጎበዝ ሳዋ ዝብሎ መራሕ ጋንትኡ ቐቢሩ፡ ዝገደደ መስዋእቲ ናይ እቲ በዓልቲ ቤቱ ብድሕሪኡ ሓሪሳ ስእሊ ዓሉ ዝሰደደትሉ እሞ፡ "ዓለይ ርኣይዋ!" ክብል ዝቕየ ከፍልዝጊ፡ ዓሉ ብኣካል ከይርኣየ ምስውኡ ንሓፊዝ ካብ ሰብ ናብ ካልእ ፍጥረት ዝቐየረ፡ ኩሉ ውጽኢት ኲናት ኣብ ህይወቱ ዘንጸላለዎ መንእሰይ ንኽኸውን ኣኽኢሉ እዩ። ከምዚ ኮይኑ እናሃለወ፡ ከም ሰብ እውን ደንጋጺ ኔሩ። ንሓደ ወተሃደር ጸላኢ ኣብ ውግእ ናብኡ ገጹ እናንየየ ከመጽእ ዝረኣየ፡ 'ክቕትሎዶ ዋላስ እንታይ'ዩ ኾይኑ?' ኢሉ እናተማትኤ ሓደ ካልእ ዋርሳይ ተኩሱ ዝቕተሎ ወተሃደር ኣብ ዓይኑ ይቕጀሎ። እቲ ወተሃደር ኢዱ ከሀብ እዩ ዝንዴ ዝነበረ። ብከምዚ ድማ ይገልጾ፡-

"እዚ ወተሃደር ወይ ኣእዳዉ ሓፍ ኣቢሉ ኣብ ዝነበሮ ደው ኣይበለ፡ ወይ ሓፍ ዘበለን ኣእዳዉ ከየውረደን ናባይ ገጹ ኣይመጸ፣ ኣብ ክንዲ ከምኡ እናንየየ ኣእዳዉ ሓንሳእ ሓፍ ሓንሳእ ከኣ ኣውርድ እዩ ዘብሎ ኔሩ። ግን ንሱ ነታ ግዜ ካብ መረጻ ከምኡ ዝበለ ምድንጋር ከሕድር ዝኽእል ምንቅስቓሳት ከርኢ እውን ሓቂ እዩ። ምኽንያቱ ኣእዳዉ ሓፍ ኣቢሉ ኣብ ዝነበሮ ኮይኑ ትእዛዘይ ክጽበ ወይ ሓፍ ዘበለን ኣእዳዉ ከየውረደን ናባይ ገጹ ክመጽእ እንተኾይኑ ብኢድ ብጾቱ እውን ከጠፍእ እዩ። መሬት ብቕድሚት ረመጽ ብድሕሪት ረመጽ ዝኾነቶ ምስኪን ወተሃደር!" ብምባል ይገልጾ። ከፍልዝጊ ምስ ተሰውኤ እውን እቲ መስዋእቲ ንዓይ ብኻ ኮይኑ ይብል እዩ።

"መስዋእቲ ነቲ ናይ ተፈጥሮ ትእዛዝ ማለት ነቲ ኣፍቃሪቱ፡ ገዲፋቶ ዝተመርዓወት ኣነ ገዲፉ፡ ኣፍቃሪቱ ትጽበዮ ንዘላ ከፍለዝጊ ምምራጹ ኸኣ ካብቲ ጋሕማጥ ምሕደራ ደቂ ሰብ መፍለዪ ስኢነሉ ደንጸወኒ።" ብምባል የስተንትን።

ዛንታ ኲናት መሳጥን ሰሓብን ዝጉበሮ ዛንታ ህላወን ዘይህላወን ምዃኑ እዩ። መጽሓፍ ተደጕል ድማ ሓያል ጸሓፊ ብምርካባ እቲ ደራሲ ነቲ ዝተመኮሮን ዝወዓሎን ከምዝግቦ ብምኽኣሉ ብልጭኡ ጐሊሑ ይርኤ። ቀንዲ ገጸባህሪ ሓፊዝ ኣብቲ ንስውኣት ብጾቱ ዝግበር ዝኽረሰማእታት ከምዚ ይብል፡-

"ሕነ ከምዛኦም ዝኣመሰሉ ስውኣት ተፈድየ ማለት ብዝሒ ጸላኢ እንተቕቲለ ከም ማለት እንተዝወስዶ፡ ልዕሊ እቲ ዝቕተልናዮ ጸላኢ ክንቅትል ኢለ ኲናት ኣይምተመነኹን። እዞም ስውኣት ብሓበን ተዘኪሮም ማለት እታ ከም ሰበብ ኲናት እትጥቀስ ባድመ ኣብ ኢድና ኣትያ ከም ማለት እንተዝወስዶ እውን ምቕጸል ኲናት ኣይምተማህለልኩን። ንባዕለይ ሩፍ ክብል እንተኾይነ ግን ነቲ እናሰዓበና ንበዓል ውባ ዘትረፈ ጸላኢ እናሰዓብክዎን እናቐተልክሉን ኣብ መቓብሮም ደው ክብል ኔሩኒ።" ሓፊዝ ንኹናት እናኾነነ ነታ ሓቂ ኣብ መዓልአ ከውዕላ ግን ወትሩ ምስ ሓለነ እዩ።

መጽሓፍ ተደጕል ንኹሉ ኣብቲ ዓውደ ኲናት ዘዳነፈ እናመዝገበት መሪሕ ጠባይ ሓፊዝ ኣሰንያ ነቲ ኲናት ሰኒዱቶ እያ። እዞም ኣብ ዓውደ ኲናት ዝተፈጸሙ ተኣምራት ፍጻሜታት ኣብ መጨረሽታ እንታይ ስዒቡ ንዝብል ቀንዲ ቴማ ናይታ መጽሓፍ መጽሓፍ ንኽብላ ዓቢ ትርጉም ኣለዎ። ብዘይ ሓደ ውዱእ ቴማ ሓደ መጽሓፍ መጽሓፍ ኣይብሃልን። እዛ ድማ ንደራሲ ማሕሙድ እብራሂም ብድሆ ኮይንዎ ከምዝነበረ ካብቲ መጽሓፍ ክንርዳእ ንኽእል። ዋላኳ ጕዳይ ዶብ ብዓለምለኻዊ ቤት ፍርዲ ውዱእ ፍርዲ እንተተዋሀቦ እቲ ገባቲ ስርዓት ግን ካብታ ጠንቂ ውግእ ዝኾነት ባድመ ኣይወጸን። ንውዱእ ጕዳይ ኲናት ከተካይደሉ ድማ ብዓይኒ እቲ ጠባይን ደራስን ቅቡል ኣይነበረን።

ድሕርቲ ዝወሰደ መስዋእቲ ድሕርቲ ብይን ቤት-ፍርዲ ተወሳኺ ሰብ ክትከስር ኣይግባእን በሃሊ ኔሩ። ግን እቲ መጽሓፍ ድማ ክዛዘም ኣለዎ። መዛዘሚ ዛንታ ዝወሰዶ ደራሲ ሓደ ምትሃታዊ ሓይሊ እዩ። እዚ ምትሃታዊ ሓይሊ ዋላኳ ቀንዲ ቀላሲ ዛንታ ሓፊዝ፡ "ዘባህርር ደሃይ ካብ ሰማይ" መጸኒ ብዝበሎ'ዩ ዛዚሙ። እዚ ዘባህርር ደሃይ ካብ ሰማይ ብድቕሱ ኣብ ሕልሙ ዝተራእየ ዘይኮነስ ብውንኡ እንከሎ ዝዓሰሎ እዩ። ነብሱ ነኪርዎ ማለት እዩ። እዚ ድማ ሳሕቲ ኣብ ጸሓፍቲ ዝርኤ ሻዱሻይ ህዋስ እዩ። ምስቲ ኤውሮፓይድስ ኣብ ጥንታዊት ግሪኽ ንኣፈታትሓ ግርጭት ድራማ ዝጥቀመሉ ዝነበረ ዲ ኤክስ መሺና ዘተኣሳስር የብሉን። ኤውሮፓይድስ ፍታሕ ንዘሰኣኑሉ ጕዳይ ካብ ሰማይ ጣኦት ብምውራድ፡ 'ንስኻ ተመርዖ፡ ንስኻ ተፋታሕ፡ ንስኻ ሙት፡ ንስኻ ሃሉ፡' እናበለ ዝፈትሓ ዝነበረ ዝተኣሳሰር ኣይኮነን። ንሓፊዝ ኣብ መንፈሱ ሕሹኽ ዝበሎ ሻዱሻይ ህዋሱ እዩ። እቲ ህዋስ ከምዚ ይብል፡-

"ተደጕልካ ኢኻ ዘለኻ ተደጕል! ተደጕል!" ሓፊዝ ነዚ ደሃይ እዚ መጕትዎ እዩ። "ብቃ ድሕሪ ሕጂ ኲናት የለ ሰላም የለ፣ ሰንፈላል ጥራይ እዩ ዘሎ! ባዕሉ ይፈልጥ ከኣ! ንሕና ክንደይ ግዜ ኢና ኣይ ኣብዚ ኣይ ኣብቲ ኴንና ሕማቕ መነባብሮ ከነሕልፍ?" ይብሎ። ተመሊሱ ድማ ናብ ውነኡ ብምእታው "ሰላም ኣሎ። ሰላም ክመጽእ እዩ ኩሉ ፍቓድ ፈጣሪ እዩ። ፈጣሪ ዝበሎ እዩ ዝኸውን። ሰብ እንታይ ዓቕሚ

ኣለዎ?" እናበለ ይጭድር። እቲ ሽዳሻይ ህዋስ ግን "ተደጕል!" ጥራይ ይብል።

ሓፊዝ ከድጕል መሪጹ። ዝተደጕለ ሓዊ ዝጠፍኤ ይመስል ግን ሓደ መዓልቲ ባርዕ ሃልሃልትኡ ከርኢ ምኽኑ ርዱእ እዩ። ሓፊዝ ድማ ነዚ ድምጺ እዚ ኣመኖ። ተደጕለ ድማ! ሕጂ ከርኤ እንከሎ ቃል እቲ ደራሲ ተፈጺሙ እዩ። ዝተደጕለ ምዑት ጅግና ሓቂ በርቢሩ ኣውጺእዋዩ። መጽሓፍ ተደጕል ድማ ትምኒታ ሰሚሩ ይርከብ። እዚ ድምጺ እዚ ምስተሰምዐ ሓፊዝ ነቲ ኩሉ ኽርተት ዘከረ። ከምዚ ድማ በለ፦

"ብቕጽበት እቲ ወሪድኒ ዝነበረ መዓት ቅንጥጥ በለለይ። ኣምሳያ ናይ'ቲ ክቕጽዖ ዝጸናሕኩ ድማ ብህይወት ከለና ክንረኽቦ ዘይንኽእል መንፈሳዊ ፍስሃን ራህዋን ወረደኒ። እንተዀነ ኩሉ እቲ ዝሓለፈ ዘስካሕክሕ ገጻት ኲናት ሰንፈላልን ትጉብሮ ናይ ዘይምፍላጥን፣ ምስኣንን ዘዘው-ዘዘውን ዝተጎድኤን ዝተሸራረፈን ልቢ ንምእባዱ ዝተኼደ ጉዕዞን ውጽኢቱን ቃንዛ፡ እህህታ፡ ትጽቢትን ጽምዋን ወለዲ በብሓደ በጨቕ በጨቕ እናበለ ከሽግረኒ እንከሎ ነቲ ኩሉ ስምዒታት ተደጕል ንኹሉ ገግዛኡ ኣለዎ፡ በልኩ" ብምባል ይገልጾ።

እዚ መግለጺታት ኣብ ኣእምሮ ስእሊ ብምፍጣር ናብ ዝልዓለ ጥርዚ ንቕሓት ዘደይብ እዩ። በዚ ድማ ደራሲ ካብ ውሽጡ ናይ ዘተንፈሶ ጻዕረ-ህላወ እዩ።

ከምቲ ደራሲ ኣለምሰገድ ተስፋይ ኣብ መጨረሽታ ንደራሲ መጽሓፍ ተደጕል፡ "ተወሰኽቲ ዓበይቲ ስርሓት ንጽበ ኣሎና" ዝበሎ፣ ገለ ደቀቕቲ ዝመስሉ እሞ ኣብ ቀጻሊ ስርሑ ከድህበሎም እንጽበዮ ፈይ ኩብል።

ደራሲ ማሕሙድ እብራሂም ብሓርኮትኾቱ ዓቢ ስነ ጥበባዊ ስራሕ ኣበርኪቱ ኣሎ። እዚ ስራሕ እዚ ነቲ መጨረሽትኡ እንታይ ክኸውን እዩ ዝብል ጉዳይ ዝሓንገደ ስርዓት ክገልጾ እንከሎ እውን፡ "ባድመ ብሕጊ ናትኩም እያ ብሓይሊ ግን ናትናያ" ንዝበልዎ ተወሳኺ ጥፍኣት ስለዘየድሊ ዝተደጕለ ሓዊ ግን ጽባሕ ንግሆ ነታ ሓቂ ከውጽኣ እዩ ዝበሎ ተተግቢሩ እዩ። እቲ ኣብ'ቲ ዛንታ ዘሎ ጽውያ ኲናት ኣብ ውሽጡ ኹንካ ክትድብልን ክትጽሕፍን እንከለኻ ኣንባቢ ምሳኻ ሓፍ ለጠቕ ይብል እዩ። ብፍላይ ዛንታ ኲናት ኣህንጣይን ናይ ኣለኻዶ የለኻይ ናይ ቋሕ ሰም ህይወት ስለዝኾነ መንጽረ ዛንታ ቀዳማይ ኣካል ምኟኑ ንምንጥልጣል ልቢ የዝሕሎ እዩ። ደራሲ ነዚ ኣስተውዒሉ ክርእዮ ኔሩዎ። ምኽንያቱ ሓፊዝ ኣብ ዝኣተወ ኲናት ይእቶ ብዝተኸበበ መዋጥር ይከቡብ ከም ዘይስዋእ ኣቕዲሙ ኣንባቢ ፈሊጡ ስለዘሎ መንጽረ ዛንታ ኣብ ምምራጽ ክጥንቀቕ ኔሩዎ። ባዕሉ ካብ ኣዘንተዎ እቲ ቀንዲ ጠባይ ካብዚ ኹሉ ኲናት ድሒኑ ምኟኑ ኣንባቢ ፈሊጥዎ እዩ።

ብዘይካ መንጽረ ዛንታ ኣብ ጽሑፍ መዘከር እቶም ፍጻመታት ጥራይ ስለዝገዝኡኻ ነቲ ቦታ ግዲ ኣይትገብረሉን ኢኻ። መጽሓፍ ክትደርስ እንተ ኼንካ ግን ነቶም ፍጻመታት ኣበየናይ ቦታን ስምን ጥራይ ዘይኮነ ጂኦግራፍያዊ ኣቀማምጣኦም፣ ወተሃደራዊ ኣገዳስነቶም ማዕረ ማዕሪኡ ክሕበር ይግባእ ኔሩ። ቅርጺ መሬት ኣብ ገለ ገለ ይጥቀስኳ እንተነበረ ዝያዳ ግን ደራሲ ኣብቲ ፍጻመ ጥራይ የተኩር ነበረ።

ካልእ ነዚ ዛንታ ከሀብትም ዝነበሮ እሞ ግን ቀልጢፉ ዝተኾልፈ ዛንታ ፍቕሪ ሓፊዝን ራውዳን ክቕጽል ኔርዎ። ራውዳ ቀልጢፋ ብምምርዓዋ ነቲ ዛንታ ኲናት ዛንታ ኲናት ጥራይ ጌርዎ እዩ። ዛንታ ፍቕርን ኲናትን ኣበሪኹ ንኣንባቢ ንምሓዝ ኣብ መንጎ ፍቕሪ ጓልን ፍቕሪ ሃገርን ዘሎ ወጥሪ ክዕብዮ ኔርዎ።

ሓደ ካብ'ቲ ብልጫ ናይዛ መጽሓፍ ኣብቲ መጨረሽታ ዘሎ እዩ። ኣብ መጨረሽታ እቲ ተደጕል ዝብል ደሃይ "ኣእዛንካ ኩር ኣቢልካ ኣእምሮኻ ክፈቶ!" ይብልም፡ "ነቲ ጸላኢኻ ከረኽቦ ቐሊል ንስኻ ንኽትረኽቦ ግን ሓያል ዝነበረ ነገር ረኺብካ ስለዘለኻ ተደሰት! ነቲ ንምርካቡ ዘይጽግመካ ርኹብ ንምርካብ ድማ ተደጕል! መሬት ተላሒጉ፡ ጾግሩ ከይፋ፡ ኣስናኑ ገይጹ፡ ሕኒን ዝብል ሕሱም ከልቢ ምሰል! ተደጕል!" ብምባል ይውድኽ ዛንታ ድማ ይዛዘም።

ሓፊዝ ሳላ ዝተደጕለ ኣእምርኡ ድማ ስለዝኸፈቶ፡ ካብቶም ኣእምርኦም ዓጽዮም ነቲ ምድጓል ዝራሕርሑ ሰብ ቀቢጹ ተስፋ ዝተደጕለ ከም ዘባርዕ መስኪሩ። መጽሓፍ ተደጕል ትምኒታ ዘስመረት መጽሓፍ ድማ ኮነት!

መጽሓፍ ተደጎል ዝሓለፍናየን ዓመታት ካብ ምውዳእ እዚ መጽሓፍ ክሳብ ምጅማር ናይዚ ዳሕረዋይ ኲናት እዩ። ነዚ ደራሲ ብኸመይ ክቕርቦ እዩ ብሃንቀውታ ነዛ ካልኣይቲ መጽሓፉ ንጽበ ኣለና። ስለቲ ዝገበሮ ጻዕርን ስነዳን ንደራሲእ ማሕሙድ እብራሂም ኣገናዕ የድልዮ!!

*መለሰ ንጉሰ*



## ስፖርት



# ሓይሊ ዙረት ናይቲ ‘ፔዳለ’ !

ኤርምያስ ገብረልዑል

ናይ መወዳእታ ሰንበት ወርሒ መጋቢት 2022 እዩ - ኣብ ሻርም ኣ’ሸኽ ምስሪ። ነንሃገሮም ዝወከሉ ኣፍሪቃውያን ደቂ ተባዕትዮ ተቐዳደምቲ፡ ዘውዲ ብሽክሊታ ናይ’ታ ኣህጉር ንምድፋእ 150.6 ኪሎሜትር ድሕሪ ምጕዓዞም እዩ። ምኩር ደቡብ ኣፍሪቃዊ ተቐዳዳማይ ሬናልት ቫን ረሰንበርግ ምስ ኤርትራዊ ሄኖክ ምሉእብርሃን መዛዘሚ ሕንጻጽ ንምርጋጽ ኣብ ጥምጥም ዝኣተወ፡ እዚ ኣቐዲሙ በርቃዊ መጥቃዕቲ ብምፍጻምን ብናይ ነዊሕ ርሕቀት ሾላታ ዝለለን ደቡብ ኣፍሪቃዊ፡ ካብ ዙረት ፔዳለ ብሽክሊታ ሄኖክ ንዝተፈጥረ ናህሪ ክጻወር ኣይከኣለን - ዕጫኡ ዳሕረዋይ ጎማ ብሽክሊታ ሄኖክ ምጥማት ጥራይ ኮነ! ኣብ 2022 ጋንታኡ ብፈናንሳዊ ቅልውላው ዝፈረሰቶ ሄኖክ ድማ ናብ ዝዓበየት ጋንታ ዘማዕድወሉን ንዓብላልነት ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ኣብ ኣፍሪቃ ዝቕጽለሉን ጋማ ሻምፕዮን ኣፍሪቃ 2022 ኣሰረ።

ድሕሪ ክልተ ሰዓታት ፍጻመ ሻርም ኣሸኽ፡ ናይ 248 ኪሎ ሜተር ውድድር ገንት ወቨገም (በልጁም) ንኽፍጻም 500 ሜተር ኣብ ዝተረፈሉ ህሞት እዩ፡ ህቡብ ፈረንሳዊ ክሪስቶፍ ላፖርት ንቕጽበታዊ ውድድር ኩሉ ዓቕሙ ኣዳለወ። እዚ ፈረንሳዊ ካብ በልጁማዊ ድረስ ቫን ገስተል ሓያል መጥቃዕቲ ክገጥሞ እኳ እንተ ተጸበየ፡ ክልቲኦን ኣዒንቱ፡ ኪንዮ መነጸር ዝመስከራሉ ፍጻመ ግና ዘይተጸበዮ እዩ ነይሩ። ኣብ 250 ሜትሮ ፍልልይ ምስ መዛዘሚ ሕንጻጽ፡ ካብ’ታ ኣርባዕተ ዝርእሱ ዝነበራ መራሒት ጕጅለ፡ ብኤርትራዊ ተቐዳዳማይ ክሉብ ኢንተማርኸት ዋንት ጎበት ማቴዅ ቢንያም ግርማይ ዝተፈጸመ መጥቃዕቲ! ሓይሊን ቅልጣፈን ዙረት ፔዳለ ብሽክሊታ ቢንያም፡ ንቫን ገስተል ክሳዱ ኪድንና እንከለዋ፡ ኣብ ታሪኽ ቅድድም ብሽክሊታ ኣፍሪቃ ድማ ናይ ፈለማ ኣፍሪቃዊ ተዓዋቲ ናይ ሓደ መዓልቲ ዎርልድ ክላሲክ ቱር ውድድር ብምዃን ሓድሽ ምዕራፍ ከሰንዳኦ በቕዓ።

** ** **

## መጋቢት 2022 ኣብ ታሪኽ ቅድድም ብሽክለታ ኤርትራ

ሻርም ኣ’ሸኽ

ወርሒ መጋቢት 2022 ኣብ ታሪኽ ቅድድም ብሽክሊታ ኤርትራን ኣፍሪቃን፡ ፍሉይ ምዕራፍ ሰኒዱ’ያ ሓሊፉ። ኣብታ ወርሒ፡ 21 ተቐዳደምቲ ኣብ ውድድር ሻምፕዮን ኣፍሪቃ 2022 ዘኽተተት ኤርትራ፡ ከም ወትሩ ዓብላልነታ ብፍላይ ድማ ብደቂ ተባዕትዮ ደሚቓ ዝተራእየትሉ ዓብዪ ዓወት መዝጊባ እያ። ብዘይካ ንተቐዳደምቲ ባይክ ኤይድ ሄኖክ ምሉእብርሃንን ዳዊት የማነን ንዝተረፉ ተቐዳደምታ ኣብ ውሽጢ ሃገር ዝመረጸት ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ፡ ብፍላይ ኣብ ውድድር ጁንየር ኣንጻባራቒ ዓወታት እያ ኣመዝጊባ።

ሓያለ ተንተንቲ ቅድድም ብሽክሊታ፡ ውድድር ብሽክሊታ ውሽጢ ሃገር ምስ ቅጥዕታት ለበዳ ኮቪድ ብመጠኑ ብምንካዩን እዚ ካብ ቡርኪናፋሶ ናብ ምስሪ ዝተሰጋገረ ውድድር ሻምፕዮን ኣፍሪቃ ድማ ጎልጎል ዝዓብለሎ ምስ ምዃኑን፡ ንኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ክብድህ ግምት ነይሩ። እንተኾነ፡ ስሑላት ደናጕ’ዞም ተቐዳደምቲ ኣንጸባራቒ ዓወት ካብ ምምዝጋብ ኣይበኾራን። በዚ ኸኣ፡ እዞም ናይ ኣህጉራዊ ውድድር ተሞክሮ ዘይብሎም ተቐዳደምቲ፡ ዘመዝገብዎ ዓወት ልዑል ኣብ ርእሲ ምዃኑ ሰኒቕሞ ዘለዉ ርእሰ ተኣማንነት ድማ ኣብ ዝስዕብ ዓመታት ካብዚ ዝተዓጻጸፍ ኣህጉራዊ ዓወታት ዘመዝግቡሉ ባይታ ምጽራጎምን ንቕድድም ብሽክሊታ ኤርትራ ብደቂቕ ዝፈልቱ ሰባት ኣፎም መሊኦም ይዛረቡ። ንተዓወትቲ ወርቂን ብሩርን መዳልያታት ዩኤል ሃብቶምን ኣኽሊሉ ኣራፋይነን ድማ ከም ኣብነት ብምጥቃስ ንሞገተኦም የራጕዱ። ኣብ ናይ ግዜ ጸወታ እውን ኣኽሊሉ ኣረፋይነን ዮናስ ተኪኤን እውን ብመዳልያታት ከጕጹ ክኢሎም እዮም።

ኣብ ውድድር ሲንየር ደቂ ተባዕትዮ፡ ውህደት ተቐዳደምቲ ጋንታ ኤርትራ ካብቲ ንበዙሓት ተሳተፍቲ ዝመሰጠ ፍጻመ ኮይኑ እዩ ቀሪቡ። ናይ ምብርራይ ወኒ፡ ኣብ ውድድር ጽርግያ ንሄኖክ ንምዕዋት ዝተወጠነን ኣብ ባይታ ዝተተግበረን ቴክኒክ ድማ 'ውሃ' ዘበለን ነበረ።

ኣብ ጽቡቕ ቆመና ዝርከብ ሄኖክ፡ ምስ ምፍራስ ዓባይ ክለቡ ኮንቲነንታል ኩቤካ፡ ናብ ባይክ ኤይድ ክወርድ ንሓያለ ኣፍቀርቲ ቅድድም ብሽክለታ ኣሰንቢዱ እዩ። እዚ ድቦላ ፍጻመ፡ ንሄኖክ ናብ ሓደ ምርጫ ጥራይ እዩ ከትእዎ ክኢሉ፡ ቆመናኡ ብምሕላው ዓባይ ክለብ ሃሰው ምባል። ኣብ ዙር ሩዋንዳ 2022 ክለቡ ባይክ ኤይድ ብጋንታ ንኸትዕወት ዓቢ ኣስተዋጽኦ ዝገበረ ሄኖክ፡ ኣብ ሻምፒዮን ኣፍሪቃ 2022፡ ኣብ ናይ ግዜ ውድድር ብሩር፡ ኣብ ናይ ጽርግያ ድማ ወርቂ መዳልያ ብምሽላሙ፡ ናብ ጂሮ ዲ ኢጣልያ ናብ እተሰጋግሮ ፕሮ ኮንቲነንታል ክለብ ካብ ባሕቲ ሚያዝያ 2022 ኣትሒዙ ምስግጋሩ ይሕበር።

"ካብ ዙር ሩዋንዳን ዙር ኣንታልያን፡ ናብ ሻምፒዮን ኣፍሪቃ ምምጽኣይ፡ ብቕዓተይ ኣብ ከመይ ደረጃ ከምዘለኹ ክመዝን ኣኽኢሉኒ እዩ። ኣብ ምስራ፡ ካብ ጋንታና ንዘወሃበኒ መምርሒ ምርኩስ ብምግባር ዝነኣድ ውጽኢት ከምዘመዝግብ ቅድሚ እቲ ውድድር ርግጸኛ ነይረ። ኣብ ውድድር ግዜ፡ ምስ ኩሉ ዕቃበታተይ (ክገልጾ ዘይደሊ ናይ ዳንነት መስርሕ) ብሩር መዳልያ ወሲደ።




ነዚ ድማ ኣብ ውድድር ጽርግያ ኪድብሶ ወጢኑ። ደቂ ጋንታይ፡ ንምዕዋተይ ዝነበሮም ንሕድ ተራ ክገልጾ ቃላት ይሓጽረኒ" ይብል ሄኖክ ምሉእብርሃን ድሕሪ ዓወት ምስሪ እግሩ ኣብ ኣስመራ ኣብ ዘንበረሉ እዋን።

11 ሕዳር 1999 ኣብ ኣስመራ ዝተወለደን 1.76 ሜትሮ ዝቑመቱን ሄኖክ፡ ምስ ክለብ ባይክ ኤይድ ንሰለስተ ኣዋርሕ ኣብ ዝጸንሓሉ እዋን ብሉጽ ናይ ጸወታ እዋን ምሕላፉ ክለቡ ተዘንቱ። ነታ ክለብ ኪታሙ ከንብር ኣብ ዝሓተተሉ እዋን፡ 'ምስ ዘሎካ ልዑል ብቕዓት፡ ደረጃኻ ኣይኮነትን (ትትሕተካ እያ)' ዝተባህለ ሄኖክ፡ ነታ ክለብ ግና 'ማና' ከምዝወረዳ እዮም ክኢላታት ብሽክለታ ኣረዲኦም።

ሃገራዊት ጋንታ ቅድድም ብሽክለታ ኣብ ውድድር ሻምፒዮን ኣፍሪቃ ሓያለ ጎድንታታ ብኣወታ ዝጥቀስ እኳ እንተኾነ፡ ኣብ መጸኢ ተወሳኺ ስራሕ ዝሓታ ዕዮ ገዛ ሒዛ እውን ናብ ሃገራ ተመሊሳ ኣላ - ኣብ ውድድር ደቂ ኣንስትዮ ከም ናይ ደቂ ተባዕትዮ ብዓብልላነት ምዕዋት!

ኣብ ሻርም ኣሸኽ ኤርትራውያን ደቂ ኣንስትዮ ዘመዝገብኦ ዓወት ዝምስገን እኳ እንተኾነ፡ ካብቲ ኣብ ዝሓለፈ ቀረባ ዓመታት ዝተኻየደ ተመሳሳሊ ውድድር ዝተመዝገበ ዓወት ግና ነክዩ ምቕራቡ በቲ ሓደ፡ ምቕራብ ውድድር ኦሎምፒክ 2024 ድማ በቲ ኻልእ፡ ካብ ሎሚ ብቕዓትን ደረጃን ደቂ ኣንስትዮ

ተቐዳደምቲ ንምብራኽ እዚ ናይ ምስሪ ውድድር ውጽኢት ተወሳኺ ጸዓት ምፍጣር ከምዘድሊ ብንጹር ይሕብር።

ቢንያምን በልጁምን

ሰሙን ቅድሚ መበል 22 ዓመት ልደቱ ምብዓሉ እዩ፡ ቢንያም ኣብ ታሪኽ ቅድድም ብሽክለታ ዓለም ኣንጸባራቒ ዓወት ዘመዝገበ። 2 ሚያዝያ 2000 ኣብ ኣስመራ ዝተወለደ ቢንያም፡ ዝያዳ ብመሳቱኡ 'ጠቃር' ብዝብል ሳጓ ይልለ። ኣብ ውድድር ሻምፕዮን ዓለም ኣብ ናይ ትሕቲ 23 ዓመት ምድብ ብሩር መዳልያ ናይ ዝተዓወቶ ሓጎስ ካብ ኣእምሮኡ ከይሃሰሰ፡ እንሆ ኣፍሪቃውያን ተቐዳደምቲ ኣመዝጊቦም ንዘይፈልጡ መድረኽ ዎርልድ ቱር ብስሑላት ደናጉኡ ዝደፈሮ። ዝያዳ ተወዳዳሪ ብጫ ማልያ ብምዃኑ ኣብ ቅጽበታዊ ውድድር ልዑል ብቕዓት ከምዘለዎ ክኢላታት ይምስክሩ።

ቢንያም፡ ኣብቲ ንፈለማ ግዜኡ ዝተሳተፈሉ፡ ኣእማን ዝተረግረገ (ኮብል ስቶን) ዘጠቓልል ውድድር ገንት ወቨልገም ብዝነኣድ ብቕዓት እዩ ፈጺምዎ። ዝያዳ ኣብ ውድድራት ክላሲክ ከድህብ ከምዝደሊ ዝገልጽ ኤርትራዊ ተቐዳዳማይ፡ ድሕሪ 1999 ንፈለማ እዋን ኣብ ቦኽሪ እግሩ ዝተዓወተ ተቐዳዳማይ ተባሂሉ እውን ብኽብሪ ክጽዋዕ በቒዑ እዩ።

ኣብ 2021 ካብ ክለብ ዴልኮ ብምውጻእ ናብ ኢንተማኽት ዋንት ጎበት ማቴኽ ዝተሰጋገረ ቢንያም፡ ኣብ ናይ ሓደ መዓልቲ ውድድር ክላሲክ ትረፊኖ ኣልኩዳ - እስጳኛ ቀዳማይ ኮይኑ ውድድሩ ምዝዛሙ፥ ኣብ ሚላኖ ቶሪኖ ምስ ቀዳሞት 10 ብምዃን መዛዘሚ ሕንጻጽ ምርጋጹ. . . ወዘተ ላንስ ኣርምስትሮንግ ንዝርከቦም ዓበይቲ ተቐዳደምቲ ክስሕብ ክኢሉ እዩ።

በዓል ሓዳርን ኣቦ ሓንቲ ቈልዓን ዝኾነ ቢንያም፡ ብሰንኪ ናፍቖት ስድራ ክሳብ መወዳእታ ወርሒ ሚያዝያ ኣብ ኤርትራ ልምምድ እናካየደ ክጸንሕ እዩ። ባሕቲ ግንቦት ናብ ውድድር ክምለስ ውጥን ዘለዎ ቢንያም፡ ቀንዲ ጠመተኡ ውድድር ጂሮ ዲ ኢጣልያ እዩ።

ካብ ኢጣልያ ናብ ኢጣልያ!

ክልተ ግዜ ንዙር ሩዋንዳ ብምዕዋቱ ታሪኽ ዝሰርሐ ናትናኤል ተስፋጽዮን፡ ኣብ ኢጣልያ ስሙ፡ ስም ክለቡን ሃገሩን ኣብ ምጽዋዕ ዝርከብ ተቐዳዳማይ እዩ። ኣብ ናይ መድረኽ ጸወታታት ቲሬኖ ኣድሪያቲኮ፡ ሰቲና ኢንተርናዝዮናለን ጂፒ ኢንዳስትርያን ምስ ቀዳሞት ሓሙሽተ ውድድር ብምፍጻሙ ዘዕባ መራኸቢ ብዙሃን ኢጣልያ ዝኾነ ናትናኤል፡ መጻኢ መደቡ ምስ ክለቡ ኣንድሮይኒ ጂካቶሊ ኣብ ውድድር ጂሮ ኢጣልያ ስሙ ምኹላዕ እዩ።

ድሮ በዓል ናጽነት 1999 እዩ፡ ኣብ ኣስመራ ዝተወለደ፡ 1.75 ሜተር ዝቕመቱን 60 ኪሎ ግራም ዝምዘንን እዚ ተቐዳዳማይ ብሽክለታ ክለብ ኣንድሮኒ ጂያካቶሊ፡ ኣብ ለካቲት 2022 ንኻልኣይ ግዚኡ ተዓዊቲ ናይቲ ናይ 2.1 ደረጃ መዐቀኒ ዘለዎ ዙር ሩዋንዳ ኮይኑ እዩ።

ኣብ መወዳእታ ኣዋርሕ ናይ 2021 ብሕማም ሕቖ ዝተሳቐየን፡ ድሕሪ ዝተኻየደሉ ሕክምናዊ ክንክን ድማ ናብ ጸወታ ዝተመለሰን ናትናኤል፡ ኣብ ዙር ሩዋንዳ 2022 ኣዝዩ ሓያል ጥምጥም ብምክያድ እዩ ጋማ ዓወት ደፊኡ።

"ሩዋንዳ ፈቒድካ ዘይውዳእ ዓቕብ እዩ ዘለዎ። እዚ ብድሆ ጂኦግራፊ ኣብ ቦታኡ እናሃለወ፡ ዝነበረና ናይ ግዜ ጋግ ኣዝዩ ተቐራራቢ ምስ ምንባሩ፡ ምስቲ ናይ 2020 ብምንጽጻር፡ እዚ ናይ ሎሚ ዓመት ውድድር ኣዝዩ ሓያል ነይሩ። ኣብ ሚዛን ኣካላተይ ዝኾነ ለውጢ ዘይምምጽኡ ድማ ቀልጢፈ ናብ ውድድር ክሕግዘኒ ክኢሉ ኣሎ" ይብል ናትናኤል።

ናትናኤል፡ ሲታፌ ቱር ዲ ኣልፐስ ቀዳማይ መደቡ ክኽውን እንክሎ፡ ኣብዚ ውድድርዚ ብቕዓቱ ብምርኣይ ኣንፈቱ ናብቲ ኣብ ግንቦት 2022 ዝእንገድ ጂሮ ኢጣልያ የቕምት ኣሎ።



# “ብደረጃ ዓለም ኣብ ዝካየድ ቅድድም ባሕሪ ክዕወት`ዩ ሕልመይ”

## ተቐዳዳማይ ባሕሪ ነጃም በየነ

*መርሃዊ ታደሰ*

**መንእሰይ ነጃም በየነ፡ ኣብ ባሕሪ ልዕሊ 10 ኪሎሜተር ብዘይ ጸገም ብምሕምንባስ ክሕንበብ ዝኽእል፡ ወዲ 27 ዓመት ኣባል ሚኒስትሪ ምክልኻል እዩ። ንሱ በቲ ኣብ ምሕምባስ ዘለዎ ፍሉይ ዝንባለን ብቕዓትን፡ ሃገር ወኪሉ ብደረጃ ኣህጉርን ዓለምን ኣብ ዝተኻየዱ ውድድራት ምሕንባስ ተሳቲፉ። ብምኽንያት መበል 32 ዓመት ኣብ ሞንጎ ስርሒታት ሚኒስትሪ ምክልኻል ኣብ ዝተኻየደ ናይ 800 ሜትሮ ቅድድም ባሕሪ፡ ንስርሒት 4 ወኪሉ ብምስታፍ 1ይ ኮይኑ ብምዕዋቱ፡ ኣቓልቦ መጽሔት መንእሰይ ስሒቡ። ምስኡ ዝተኻየደ ቃለመጠይቕ ይስዕብ፦**

**◆ ንቕድድም ባሕሪ መዓስን ብኸመይን ኢኻ ፈሊምካዮ?**

ኣብ ባጽዕ ተወሊደ ስለዝዓበኹ ካብ ግዜ ቁልዑነተይ ኣትሒዘ ምሕንባስ ኣዘውትር ነይረ። ኣብ ወግዓውን ዘይወግዓውን ቅድድም ባሕሪ እሳተፍ ነይረ። ተመሃራይ 8ይ ክፍሊ ኣብ ዝነበርኩሉ ብምኽንያት ስርሒት ፈንቅል ኣብ ዝተኻየደ ናይ ሓጺር ርሕቀት ውድድር ተሳቲፈ፡ ቀዳማይ ወጺአ። ብእኡ ፍናን ረኺበ ድማ ክሳዕ ሕጂ ጽቡቕ እቕጽሎ ኣለኹ።

**◆ ንምንታይ ኢኻ ትሕንበስ፧**

ንምዝንጋዕ ኢለ እየ ጀሚረዮ። ድሕሪኡ ከም ዓይነት ስፖርት ኣካላዊ ምንቅስቓስ ንምግባር ልዑል እጃም ከም ዘለዎ ከስተብህለሉ ጀሚረ። ኣተዓባብያይ ኣብ ጥቓ ባሕሪ ምዃኑ ኸኣ ሞያ ምሕንባስ ከምዕብል ሓጊዙኒ እዩ።

**◆ ኣተሓናብሳ ዓይነት ኣለዎ ድዩ፧**

ብርግጽ እምበር። ኣነ ዝፈልጦ ኣርባዓተ ዓይነት ኣተሓንብሳ ኣሎ። ንሳቶም፦ ናጻ ምሕንባስ (freestyle)፡ ሕንበሳ ጽንብላሊዕ (butterfly)፡ ናይ ዝባን ምሕንባስ (backstroke)፡ ኣተሓናብሳ ቊርዖብ (Breaststroke) ይበሃሉ። ካብዚኦም ኣነ ዝድምዓሉ እቲ ናጻ ምሕንባስ (freestyle) ዝበሃል ዓይነት እዩ።

**◆ ዝያዳ ተደምዓሉ ርሕቀት**

ኣብ ናይ 800 ሜትሮ፡ 5,000 ሽሕ ሜትሮ፡ 10,000 ሜትሮ ጽቡቕየ ዘድምዕ። ነዚ ርሕቀት’ዚ ኸኣ ኣብ ሃገርና ናይ ቀዳማይ ደረጃ ተርታ ሒዘየ ዝዕወተሉ። ካብዚ ብፍሉይ ዘድምዓሉ ድማ እቲ ናይ 800 ሜትሮ እዩ።

**◆ ዛጊት ክንደይ ግዜ ተወዳዲርካ?**



**ክንደይ ግዜኸ ተዓዊትካ?**

እቲ ልክዕ ቁጽሪ ክብድዚ’ዩ ክብለካ ኣጸግመኒ እዩ። ብዙሕ ግዜ’የ ተዋዳዲረ፡ ብዙሕ ግዜ ኸኣ ተዓዊተ። ብምኽንያት ዝኽሪ ስርሒት ፈንቅል ኣብ ዝካየድ ውድድራት ክሳተፍ ጸኒሐ እየ። ኣብ ዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታት ኣብ ዝካየዱ ውድድራት እውን እሳተፍ እየ። ሙብዛሕትኡ ግዜ 1ይ እየ ዝወጽእ። ካልኣይን ሳልሳይን ደረጃ ዝወጻእክሉ እውን ኣሎ። ሎምዘበን ኣብ ዝተኻየደ ናይ 800 ሜትሮ ውድድር ድማ ንስርሒት 4 ወኪለ ቀዳማይ ኮይነ ወጺአ።

**◆ ኣብ ቅድድም ባሕሪ ናይ ቅዱስ ቅንኢ መተሃላልኽትኻ መንዩ፧**





ሰሎሞን እዮብ'ዩ ዝበሃል። ኣብ ቅድድም ባሕሪ ሲንየር ናተይ'ዩ። ቅድሚ ሒደት ዓመታት ንሱ'ዩ ዝቕድመኒ ነይሩ። ኣብ ዝሓለፈ ኣዋርሕ'ውን ውድድር ኣካይድና ነይርና፡ ንሱ ኣብ ናይ 200 ሜትሮ ክቕድመኒ እንከሎ፡ ኣነ ኸኣ ኣብ ናይ 5000 ሜትሮ ቀዲመዮ ነይረ። ካብዘን ዝሓለፈ ሒደት ዓመታት ኣትሒዘ ግና ኣነ'የ ዝቕድሞ ዘለኹ።

### ◆ ንኤርትራ ወኪልካ ዝተሳተፍካሉ ውድድራት?

ክሳብ ሕጂ ንሃገርና ወኪለ ኣብ ክልተ ውድድራት ተሳቲፈ ኣለኹ። ኣብ ክልቲኡ ምስ ሰሎሞን እዮብ ብሓባር ኢና ገይሽና። እቲ ሓደ ኣብ ሞሮኮ ዝተኻየደ ናይ ሃገራት ኣፍሪቃ ውድድር ክኸውን ከሎ፡ እቲ ካልኣይ ከኣ ብደረጃ ዓለም ኮይና ብዙሓት ሃገራት ዓለም ዝተሳተፎኦ ኣብ ዱባይ ዝተኻየደ ውድድር ዋርልድ ቻምፕዮን ቅድድም ባሕሪ'ዩ ነይሩ።

### ◆ እቲ ውድድር ሞ ከመይ ነይሩ?

ክልቲኡ ኣዝዩ ጽቡቕ ተመኩሮ ዝቐሰምኩሉ ውድድር'ዩ ነይሩ። ክትዕወት እንተ ደኣ ኳንካ፡ ብኽኢላታት ፍሉይ ስልጠናታት ቅድድም ባሕሪ ክወሃበካ ኣለዎ። ባሕርና እቲ ዝበለጸ፡ ዝጸረየን ንቕድድም ባሕሪ ምሹውን ምዃኑን ተረዲአ። ብቐንዱ ኸኣ ከም ፈላሚ ተሳታፊ ናይ'ቶም ውድድራት ኑብስይ ኣበየናይ ደረጃ ከም ትስራዕን፡ ብኸመይ ክዓቢ ከም ዝኽእልን ተሞኲረ ኣለኹ።

### ◆ ኣብ ቅድድም ባሕሪ ብሉጻትን ተወዳደርትን መንእሰያት ክነፍሪ እንታይ ክግበር ኣለዎ ትብል፧

ወነንቲ ሰፊሕን ጽፉፍን ገማግም ባሕሪ ከም ምዃና መጠን እቲ ኣቓልቦ ካብዚ ዝለዎ ክዓቢ ክክእል ዘለዎ ኮይኑ ይስመዓኒ። ናይ ምሕንባስ ወኒ ዘለዎም መንእሰያት ስለዘለዉና፡ ካብቲ ኣብ ኣትለቲክስን ብሽግለታን ንረኽቦ ዘሎና ዓወታት ዘይንእስ ክንዓትር ንኽእል ኢና። ንሕና ከም ወነንቲ ሰፊሕን ብሉጽን ባሕሪ ድማ ተሳተፍቲ ጥራይ ዘይኮነ ኣአንገድቲ ኣህጉራውን ዓለማውን ውድድራት ክንከውን ዝምልከቶም ክሓስብሉ ኣዘኻኽር።

### ◆ ብፍሉይ እተድንቖም ሓንበስቲ

ንያቄም ሚኪኤል ኣድንቖ እየ። ካብ ኣስመራ መጺአ ኣብ ባጽዕ ተወዳዲራ ዝተዓወተትን ንሃገርና ወኪላ ኣብ ዩጋንዳ ኣብ ዝተኻየደ ናይ ደቀ'ንስትዮ ውድድር ተሳቲፋ ፍሉይ ቅድን ብቐዓትን ናይ ምሕንባስ ትውንን ሄርሜላ ንእትበሃል ሓዳስ ተቓዳዳሚት ባሕሪ ኸኣ ብፍሉይ ኣድንቓ። ኣብ መጻኢ ብዙሕ ዓወታት ክተሕፍሰና እትኽእል ሃብሮም ሓምባሲት እያ።

### ◆ ብደረጃ ኣፍሪቃን ዓለምን ብፍሉይ ተድንቖም ተቐዳደምቲ ባሕሪ እንተልዮም ክትገልጸልና?

ስማት ናይ'ቶም ተቓዳደምቲ ክዝክሮ ከጸግመኒ'ዩ። ኣብ ደቡብ ኣፍሪቃን ኣልጀርያንሓዊሓዊዝጨንዉተቐዳደምቲ ባሕሪ ከም ዘለዉ ግና ተገንዚበ ኣለኹ። ብደረጃ ዓለም ድማ ኣብ ብራዚል፡ ኣመሪካ፡ ኣውስትራልያን ቻይናን ዘለዉ ተቐዳደምቲ ባሕሪ ንበይኖም ዓይነት እዮም። ኣብዚ እዋን እቲ ናይ ዓወት ውጽኢት ንሳቶም'ዮም ዝብሕትዎ ዘለዉ። ብግቡእ እንተሰሪሕናሉ ናብ ደረጃኦን ዘይንድይበሉ ምኽንያት ኣይረኣየንን ብወገነይ።

### ◆ ፍሉይ ስልጠና ወሲድካ ትፈልጥዶ?

ኣብ ኣስመራ ብሓደ ካብ ሸወደን ዝመጸ ኤፍሬም ዝተባህለ ኣብ ምሕንባስ ለውጢ ክምጽእ ዘኽኣለኒ ሓጺር ኮርስ ወሲደ ነይረ።

### ◆ ብወገንካ ንኻልኦት መንእሰያት ዝሃብካዮ ስልጠና ኸ ኣሎዶ?

ክሳብ ሕጂ ኣብ ኣሃዶይ ጥራሕ'የ ስልጠና ሂበ ዘለኹ።

### ◆ ምስጢር ዓወትካ?

ድሌትን ኣካላዊ ምንቅስቓስ ምዝውታርን። ጂም እሰርሕ'የ፡ እዚ ኸኣ ኣብ ዓወተይ ዓብዩ ተራ'ዩ ዘለዎ። ኣብ ምድሪ እትገብሮ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ኣብ ባሕሪ ክትሕንብስ እንከለኻ ኣዝዩ ጽቡቕ ውጽኢት'ዩ ዘለዎ'።

### ◆ እዋናዊ ሕልምኻ?

ኣብ ዓለማዊ ቅድድም ባሕሪ ተወዳዲረ ዓበይቲ ዓወታት ብምሕፋስ፡ ስመይን ስም ሃገረይን ከጸውዕ'ዩ ሕልመይ።

### ◆ ኣብ መዛዘሚ ትብሎ እንተሎ?

ኣብዚ ደረጃ'ዚ ንኽበጽሕ ፍሉይ ምትሕግጋዝ ንዝገበረለይ ኣሃዶይ ክፍለ ሰራዊት 15 ንኣዛዚ ክፍለ ሰራዊትና ኮ/ል ሃብቱ ገብረእንድርያስ ድማ በዚ ኣጋጣሚ'ዚ ብልቢ ኣመስግን። ሳላ'ቲ ብኣሃዱና ዝግበረልና ምትብባዕ ኢና ኣብዚ ዝተኻየደ ውድድር ደሚቕና ክንወጽእ ክኢልና።

# መኣሳ

ሽሃብ ኣርኣያ

# ከምዚ`ውን ኣሎ



## 1 ጉዳጠኛ ነፍሰ-ጾር

መብዛሕትኦን ነብሰ-ጾራት ከሳብ ዝሓርሳ ኣብ ባህርያተን ዘይነበረ ለውጢ የንጸባርቓ'የን። ገለ ንውሱን ዓይነት ጨና ዝጸልኣ፡ ጡፍ ምባል ዘብዝሓ፡ ከም ሓመድን ሓርኢ ደርሆን ከይተረፈ ምብላዕ ዝብርን፡ ሰብኣየን ዝጸልኣን ካልእን ኣለዋ። ዘየለ ትእዛዛት ዝእዝዛ'ውን ኣይሰኣናን።

ደረጃኡ ድኣ ይፈላለ'ምበር ዳርጋ ኣብ ዝበዝሓ ሃገራት ዓለምና ድልየታት ሓራስ እንተዘይፈጺምካ፡ እቲ ዝውለድ ህጻን ብሮትን ካልኦት ምልክታትን ሒዙ ይውለድ'ዩ ዝብል እምነት ስለ ዘሎ፡ ድልየታት ነብሰ-ጾራት ኣንስቶም ንምፍጻም ላዕልን ታሕትን ዝብሉ ደቂ-ተባዕትዮ ብዙሓት'ዮም። ኣብ ፈቐዶ ዉራያት እናዞሩ ንነብሰ ጾራት ኣንስቶም ዝሓደረ ተረፍ መረፍ ዝልምኑ ግሩማት ሰብኡት ብምዝኽኻር፡ ናብ'ቲ መበገሲ ኣርእስትና ክንመልሰኩም።

ስሙ ዘይተገልጸ ሓደ እንግሊዛዊ ምሁር ምስ ነብሰ ጾር ሰበይቱ መዓልታዊ ናብ መአከቢ ጉሓፍ ለንደን ክመላለስ ምስ ጀመረ መዛረቢ ማዕከናት ዜና'ታ ሃገር ክኸውን ጀሚሩ። ምስጢር ምምልላስ'ዞም ክልተ መጻምድቲ ጋን ዝኾኖም ጋዜጠኛታት፡ ኣብ'ቲ ፈለማ ዝተፈላለዩ ትንተናታት ክህብሉ'ኳ እንተጸንሑ፡ ልኡኽ ቢቢሲ ካብ'ቶም መጻምድቲ ብዝረኸቦ ሓበሬታ ግና፡ እታ ነብሰ-ጾር ጨና ጉሓፍ ባህ ይብላ ብምንባሩ'ያ፡ ናብ'ቲ መአከቢ ጉሓፍ ከይዳ ልዕሊ ሓደ ሰዓት ኣብኡ ኮለል ብምባል፡ ነቲ ካብ ዝተፈላለዩ ዓይነታት ጉሓፍ ዝተወሃሃደ ጨና ደስ እናበላ ኣፋን ኣፍንጫኣን ከፊታ ስሒብ ምስ ጸገበቶ'ያ ትምለስ ኔራ። እቲ ዘገርም እታ ነብሰ ጾር ኣብ ካልእ እዋን ከም ጨና ጉሓፍ ገይሩ ዘፈንፍና ነገር ዘይምህላዉ'ዩ።

"እዚ ጨና ሃሳዪ ምኺኑ ይርድኣኒ'ዩ። እንተኾነ ግና ምስጢር ባህሪ ሰበይተይ ስጊንጢር'ዩ ኰይኑኒ ዘሎ። ኣብ'ቲ ቀዳማይ ጥንሳ ጨና ሽጋራ ትፈቱ ብምንባራ ዋላ'ኳ ኣትካኺ ኣይኹን ከይፈተኹ ሽጋራ ወሊዐ የጭኑዋ ኔረ። ሕጂ ጨና ጉሓፍ ባህ ይብላ ሎ። ኣብ ዝስዕብ ጥንሲ ድማ እንታይ ባህ ከም ዝብላ ንምፍላጥ ኣዝየ ተሃንጥየ ኣለኹ።" ይብል እቲ ዶክተር ብምግራም።



## 2 ድቃስ ንኸልቢ`ውን ኣይጠቅመን

ኣብ'ዛ ስእሊ ዘሎ ሰብኣይ ናብ ቤቱ ምስ ተመልሰ፡ ነዛ ተማሊኡዋ ዘሎ ፒሳ ኣጣስም ኣቢሉ ልዋም ለይቲ ክሓድር'ዩ ኔሩ መደቡ። እንተኾነ ግና፡ " ኣዴኻ ከም ዝለኣኸትካ ዘይኮነስ፡ ዕዳጋ ከም ዝጸንሓካ" ኰይኑዎ፡ ብድኻም ተሰኒፉ ቀም ምስ ኣበለ፡ እታ ፒሳ ኣብ ባይታ ፋሕ ብትን ኢላ ተመራሲሓ ጸኒሓቶ።

ብወገንና፡ "ድቃስ ንኸልቢ ኣይጠቕመን" ኢልናዮ ኣለና። ንስኹም ከ እንታይ ትብልዎ፧

# 3 ማኪና ዝመርሐ ዓይነ ስዉር ሽማግለ

ፖሊስ ግሪኻዊት ከተማ ኣቴንስ 78 ዝዕድመኡ ዓይነ-ስዉር ሽማግለ ማኪና ክመርሕ ብምጽናሑ ኣብ ቀይዲ ኣእትዩ።

እቲ ዓይነ-ስዉር ካብ ዝኸውን 50 ዓመታት ኣሕሊፉ ዘሎ ሽማግለ፡ ማኪናናይ ምዝዋር ክቱር ባህጊ ስለ ዝነበሮ፡ ኣብ ካንሸሎኡን ከባቢ ገዛውቱን ማኪና ሰበይቱ ክመርሕ ድሕሪ ምጽናሕ'ዩ ናብ ሓደ ካብ ዝገፍሑ ጎደናታት ኣቴንስ ወጺኡ ነታ ማኪና ክመርሓ ጀሚሩ።

“ ኣካይዳኡ ጽቡቕዩ ኔሩ። እንተኾነ ግና ሓንሳብ ይቕልጥፍ ሓንሳብ ድማ ህድእ ይብል ብምንባሩ'የ ሓገዝ የድልዮ ከይህሉ ብምሕሳብ ኣርኪበ ደው ኩብሎ ወሲነ” ይብል'ቲ ነቲ ዓይነ ስዉር ዝሓዘ ሞቶሪስታ ትራፊክ።

እቲ ትራፊክ ሓገዝ ዝደሊ ወይ ድማ ዝሰኸረ መራሕ ማኪና'ምበር፡ ዓይነ ስዉር ክጸንሖ ፍጹም ኣብ ግምቱ ዘይነበረ ነገር'ዩ።

“ እታ መኪና ዳግም ብምምስራሕ ብክልተ ሰባት ከም እትቆጻጸር'ያ ኰይና። ሰበይቱ ኣብ ጎድኑ ኰይና በቲ ኣብ ትሕቲኣ ዝነበረ ተወሳኺ ልጓም ነቲ ናህሪ ትቆጻጸሮ ኔራ'ምበር ዝኸፍኣ ሓደጋ




መጋጠመ” ይብል ሓላፊ ፖሊስ ከተማ ኣቴንስ ካፕቴን ሳንቶ ካርሎስ በቲ ክስተት ዝተሰማዖ ምግራም እንዳገለጸ።

እቲ ዓይነ ስዉር ዳግማይ ከምዚ ዓይነት ሓደገኛ ተግባር ከይፍጽም መጠንቀቕታን ማዕዳን ድሕሪ ምሃብ ተለቒቑ ኣሎ። ንሱ ግና ነቲ ንነዊሕ ዓመታት ዝሓለሞ ሕልሚ ብምፍጻሙ ዕጉብ ምዃኑ፡ “ ዝፈጸምኩዎ ተግባር ከቢድን ዘሕትትን ምዃኑ ይርድኣኒ'ዩ። እንተኾነ ግና ዘይከኣል ነገር ከም ዘየለ ኣመስኪረ ይኸውን'የ” ብምባል ይገልጽ።

# 4 ብደም ሳዳም ዝተጻሕፈ መጽሓፍ



ሙብጽዓ ከቢድ'ዩ። እንተተመባጺዕካ ድማ ግድን ኢኻ ሙብጽዓኻ ክትፍጽም ዘለካ። መራሒ ዒራቕ ነበር ሳዳም ሑሴን እውን ነዚ ግዲ ኣስተብሂሉ 27 ሊትሮ ካብ ደሙ ብምውፋይ'ዩ ነቲ ዝኣተዎ ሙብጽዓ ክፍጽም ኪኢሉ። ንምፍጻምዚ ሙብጽዓ ዝተኣዘዘ ጸሓፊ'ውን ቀሊል ዕማም ይጽበዮ ኣይነበረን። ምኽንያቱ ወይ ዕረ እንዳጠዓሞ ንደምቲ ብጭካነኡ ዝልለዩ መራሒ ከም ሕብሪ ንምጽሓፍ ክጥቀመሉ፡ እምቢ እንተኢሉ ድማ ደሙ ከም ዝፈስስ ርዱእ'ዩ ኔሩ።

ኣብ ጥሪ 1996 ዓ.ዲ ዝጽዋዕ ወዲ ሳዳም ኣብ ጎደናታት ባቕዳድ ዘወር እንዳበለ እንከሎ፡ ኣንጻር'ቲ ስርዓት ዝንቀሳቐሱ መንእሰያት ናብ መኪናኡ ኣይሂ ጢያዩት ድሕሪ ምዝናቦም፡ ዓዲ ብከቢድ ተሃሰዩ።

ሓካይም ዝከኣሎምኳ እንተገበሩ፡ ዓዲ ክድሕን ግና ትኣምሮ'ዩ ክፍጸም ኔርዎ። ወዱ ካብ ኢዱ ዕርብ ከይብሉ ከቢድ ሻቕላ ዝነበሮ ሳዳም ድማ፡ “ ኦ ፈጣሪ ወደይ እንድሕር ኣድሒንካለይ ንቕዱስ መጽሓፍ ቁርኣን ብደመይ ክጽሕፎ'የ” ብምባል ሙብጽዓ ክኣቱ ተሰሚዑ።

ዓዲ ምስ ሓወየ ሳዳም ሙብጽዓኡ ክፍጽም ስለ ዝነበሮ፡ ዓባስ ሻኪር ዝባሃል ብጽባቐ ጽሕፈቱ ዝልለ ስነጥበበኛ ነዚ ዕማም ክፍጽም ተሓርየ። ድሕሪ ናይ ክልተ ዓመታት ጻዕሪ ድማ፡ ኣብ 605 ማእከላይ ዓቐን ዘለዎ ወረቐት 336 ሽሕ ቃል ብምጽሓፍ፡ ነቲ ዕማም ክዛዝሞ ኪኢሉ።

እቲ ስነ-ጥበበኛ ምስ ኣመሪካዊ መርቡብ ኣትላስ ኣበስኩራ ኣብ ዝገበሮ ጻንሒት ብዛዕባ'ቲ ዝተዋህቦ ከቢድ ዕማም ክገልጽ እንከሎ፡ “ እቲ ዕማም ቀሊል ኣይነበረን። ደም ሳዳም ኣዝዩ ሓፊስ'ዩ ኔሩ። ነፍሲ ወከፍ ንጣብ ከይትባኽን ድማ ከቢድ ትእዛዝ'ዩ ተዋሂቡኒ። ክይሃድም ኣብ ትሕቲ ቀጻሊ ሓለዋ'የ ኔረ። ኣብ መወዳእታኡ ድማ ለይትን መዓልትን ድሕሪ ምስራሕ ነቲ መጽሓፍ ክዛዝሞ ኪኢለ።” ድሕሪ ምባል፡ ኩሉ ግዜ ደም ምስ ወደኣ ደም ክውሰኹዎ ይሓትት ከም ዝነበረን ይገልጽ። ሰበይቱ ብወገና ኩሉ ግዜ ፍሪጅ ምስ ከፈተት ደም ሳዳም ክትርኢ እንከላ፡ ኑብሳ ግንበንበን ስግድግድን ይብላ ምንባሩ ሓቢራ።

ዒራቕ ብኣመሪካ ድሕሪ ምውራራ ብዙሕ ካብ ሃብታ ተዘሚቱን ናብ ደገ ተሰጋጊሩን'ዩ። እዚ ብደም ሳዳም ዝተጻሕፈ ቅዱስ ቁርኣን ግና ኣብ ውሑስ ቦታ ተዓቂቡ ምህላዉ'ዩ ሰበ-ስልጣን መንግስቲ ዒራቕ ዝሕብሩ።

ገለ ወገናት፡ “ሓደ ብቑዕ ሊጋሲ ኣብ ዓሙት ኣርባዕተ ግዜ ደም ክልግስ ብሕክምናዊ መዳይ ስለ ዝፍቀዶ፡ በዚ መሰረት “ሳዳም ኣብ ውሽጢ ክልተ ዓመታት ልዕሊ ዓሰርተ ሊትሮ ደም ክልግስ ኣይክእልን'ዩ” ኢሎም ብምምጓት፡ ብናይ ካልኦት ደም ይጥቀም ምንባሩ ክይከውን ዘለዎም ጥርጣረ ይገልጹ።

# ስለምንታይ ምኳኑ ትፈልጦዶ፧

## 1. ስለምንታይ'ዮም ሕንዳውያን ቀያሕ ንጣብ ኣብ ግንባሮም ዝገብሩ፧

ኣብ ግንባር ሂንዳዊያን ደቀንስትዮን ገለ ደቂተባዕትዮ'ውን ዘላ ቀይሕ ሕብሪ ዘለዋ ንጣብ ኩላትና ከም ዝራእናያ ዘጠራጥር ኣይኮነን። እዛ ንጣብ ኣብ ከም በንገላዲሽ፡ ኔፓል ሞሮሽስን ሰሪላንካን'ውን ትዝውተር'ያ። ትርጉማ ግና እንታይ'ዩ።



እዛ ቀያሕ ንጣብ ኣብ እምነት ሂንዱዚም ቢንዲ ዝብል መጸውዒ'ዩ ዘለዋ። ሓንቲ ካብ ኣገደስቲ ዓንድታት መርዓ ሂንዳዊያንን ሃገራት ደቡብ ኤስያን ዝኾነት'ዛ ንጣብ፡ ኣብ እምነት ሂንዱዚም ክቡር ትርጉም'ዩ ዘለዋ።

ቢንዲ ዝብል ቃል ካብ ቤንዶ ዝብል ስንክሳራዊ ቋንቋ ዝፈለቐ ኮይኑ፡ ንጣብ ዝብል ትርጉም ድማ ኣለዎ። ቢንዲ ኣብ እምነት ሂንዱዚም ነታ ሳልሰይቲ ዓይኒ ወዲ-ሰብ ያ እትውክል። ኣካላትና ዘውንኖ ዉሽጣዊ ሓይሊ ናብ ግዳም ብምውጻእ ከይበንን ከም እትከላኸለልና ድማ ይእመን።

ብመሰረት እምነት ሂንዱዚም ግንባር ወዲ-ሰብ እቲ ውሽጣዊ ሓይልና ዝወጽኣሉ ቦታ ብምዃኑ፡ እዚ ሓይሊ ከይወጽእ ድማ ልክዕ ኣብ ፍርቂት ግንባር ንመውጽኢ'ቲ ሓይሊ ዝኾነት ነኳል ቢታ ቀያሕ ነጥቢ ጌሮም ይሸፍኑ።

እዛ ቀያሕ ንጣብ ብተወሳኺ ኣተሓሳስባን ኣተኩሮን ኣብ ምሕያልን፡ ሰይጣውንቲ ኣብ ምስጓግን ጽቡቕ ዕድል ኣብ ምስሓብን ሓጋዚት ምዃና'ውን ይኣምኑ።

ኣብ እዋን መርዓ ሂንዳዊያን፡ እቶም መጻምድቲ ኣብ መጻኢ ጽቡቕ ዕድል ክህልዎም፡ መርዓዊ ኣብ ግንባር መርዓቱ ቲላካ ዝጽዋዕ ቀይሕ ሕንጻጽ'ዩ ዝስእል። ብድሕሪ'ዚ ድማ እታ ጓል-ኣንስተይቲ በዓልቲ-ሓዳር ምኳና ንኽትሕብር፡ ብቢንዲ ትልውጣ። መበለታት ሂንዳዊያን ድሕሪ ሞት ሰብኡተን ነዛ ቀያሕ ንጣብ ኣብ ግንባር ካብ ምንባር የቋርጻ'የን።

ብተወሳኺ ድማ፡ ኣመንቲ ሂንዱዚም ሰዓብቲ'ዚ እምነት ምዃኖም ንምግላጽ ነዛ ቀያሕ ንጣብ ኣብ ግንባሮም ይስእሉ'ዮም።

## 2. ስለ ምንታይ'ዩ ንህቢ ሰፈሩ ሽዱሽተ ኩርናዕ ብዘለዎ ቅርጺ ዝሃንጽ






ንህቢ ዘዕርፈሉን መዓሩ ዝኽዝነሉ ቦታ ስለ ዘድልዮ'ዩ ሰፈሩ ዝሰርሕ። እዚ ሰፈር ድማ፡ ኩሉ ግዜ ሽዱሽተ ኩርናዕ ብዘለዎ ቅርጺ'ዩ ዝሰርሖ። ንህቢ ንኣሽቱ ደቁ ንምቕላብን፡ ሰፈሩ ንምድልዳልን መዓር የድልዮ'ዩ። ነዊሕ ኪሎሜትራት ብምጉዓዝ ውሑድ መዓር ስለ ዝእክብ ድማ፡ ነቲ ዝረካቡ መዓር ክዕቅብ ዝኽእል ሰፈር ምህናጽ ኣገዳሲ'ዩ።

ነቲ ዝሰሓቦ ናይ ፍዮሪ ላህመት ወይ ድማ ትሕዝቶ ክሳብ ናብ መዓር ዝልወጥ ዝኽዝነሉ ንእስ ዝበለ፡ ግና ኣብ ውሽጡ ሓንቲ ንህቢ ከእቱ ዝኽእል ቦታ ንምህናጽ ስምዒ ይድልዮ። ስምዒ ምፍራይ ንባዕሉ ኣህላኺ ዕዮ ብምዃኑ፡ ብዝተኻእለ መጠን ውሕድ ዝበለ ስምዒ ክጥቀም ምእንቲ ልዑል ናይ ምኽዛን ዓቕሚ ሃልዩዎ ብውሑድ ስምዒ ክሰራሕ ዝኽእል ዓይነት ቅርጺ ክመርጽ ግድን ይ ኾኖ። እቲ ዝበለጸ ዓይነት ድማ፡ እዚ ኣብ መላእ ዓለም ብንህቢ ዝስራሕ ሽዱሽተ ኩርናዕ ዘለዎ ዓይነት ቅርጺ ይጥቀም።

ሽዱሽተ ኩርናዓት ዘለዎ ቅርጺ ንምስራሕን ንምግጥጣምን፡ ቅልል ዝበለን፡ ካብ ጠቕሚ ወጻኢ ክህሉ ዝኽእል ቦታ'ውን ዳርጋ የብሉን። ከቢብ ቅርጺ ብምግጥጣም እቲ ሰፈር ክስራሕ እንከሎ ግና፡ ኣብ መንጎ እተን ክብታት ካብ ጠቕሚ ወጻኢ ዝኾነ ንእሽቶ ክፋት ክፍጠር ይኽእል'ዩ። ስሉሳዊ ወይ ድማ ርቡዕ ቅርጺ ድማ፡ ተወሳኺ ስምዒ ዝሓትትን፡ እታ ንህቢ ብቐሊሉ ኣትያ ክትወጽእን ዘየፍቅድ ብምዃኑ'ውን ተመራጺ ኣይኮነን።

ብተመራመርቲ ኣብ ዝተኻየዱ መጽናዕቲታት፡ ልዕሊ'ዚ ሽዱሽተ ኩርናዕ ዘለዎ ቅርጺ፡ ብወጻኢታትን ምቾትን ክወዳደር ዝኽእል ቅርጺ ከም ዘየለ ብምርግጋጹ፡ እታ ኪኖ ኒን ብምባል ደድሕሪ ፍዮሪ ስዒባ መዓር እተፍሪ ንህቢ፡ ኪኢላ መሃንድስ ምኳና ኣረጋጊጻ'ያ።

# ወርቃዊ ቃላት



## ደራስን ጋዜጠኛን ተስፋዬ ገብረኣብ

“ኵሉ ሰብ ዝምነዮ ነገር ዕድመን ጥዕናን እዩ። ኣነ ሕጂ 50 ዓመት መሊአ ኣለኹ። ክሳብ 60 ዓመት ዝረግጽ ኣብ ውሽጢ 10 ዓመት ክንደይ መጻሕፍቲ ክጽሕፍ`የ ኢለ ክሓስብ ከለኹ፡ እቲ ዘሎኒ ሓሳብን እቲ ዕድመን ኣይመጣጠንን እዩ”

“ብምንባብን ብምስማዕን ነቲ ዘንበብካዮን ዝሰማዕካዮን ድማ ብምምርማርን ብምግንዛብን ዉጽኢታዊ ስራሕ ክዕመም ከም ዝከኣል፡ ህያው ምስክር’የ”

“ዝሓሰብኩዎ ከየዐወትኩ ኣይድቅስን’የ፡ ብሕልፊ መጽሓፍ ኣብ ምጽሓፍ”

“ክጽሕፍ ስለዘለኒ እየ ዝጽሕፍ። መጸዋዕታ’ዩ።”

“ኣብ’ዛ ሓንሳእ ምስ ከድና ዘይንምለሰላ ዓለም፡ መንፈስካን ውሽጥኻን ዝመርሓካ ነገር ጌርካ ክትሓልፍ ዝያዳ ዕግበት ኣለዎ።”

“ኣብ ሕልሙን ባህጉን ክበጽሕ ዝኽኣለ ሰብ ዕዉት እዩ።”

“ከማይ ንዝኣመሰለ ደራሲ ካብ ኤርትራ ወጻኢ ኣብ ካልእ ሃገር ክነብር ኣጸጋሚ እዩ።”

“ኣራንሽን ባናናን ጥራሕ ዘይኮነ፡ መጽሓፍ ሒዝካ ምብጽጻሕ’ውን ክልመድ ኣለዎ”

“ዳይሪ ኣብ ኣእምሮ፡ ብስእልን ብጽሑፍን ክተሓዝ ይከኣል እዩ። ኣነ ብሰለስቲኡ እየ ዝሕዞ።”

“መርጺና ነንብብ!”

“ውህብቶ ስነጽሑፍ ዘለዎ ኤርትራዊ መንእሰይ ዝኾነ ጉዳይ ኣልዒሉ ክጽሕፍ ይኽእል’ዩ። ክጸሓፈሉ ዘለዎ እልቢ ዘይብሉ ጉዳያት’ዩ ዘሎ ኣብ ኤርትራ። እቲ ቁምነገር ተበግሶ ምውሳድ ጥራሕ’ዩ። በዚ ኣጋጣሚ ንዝኾነ ክጽሕፍ ዝደሊ መንእሰይ፡ ኣርእስቲ ክሕግዞ እንተደልዩ፡ ብወገነይ ናጻ ኣገልግሎት ምኽሪ ክህቦ ድሉው ኣለኹ።”